NATIONAL UNION OF ERITREAN YOUTH & STUDENTS



# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ




- 2022 - በሪ ርሁው ዘመን!
- ኣመት መጻኢ ጉዕዞና
- እንዳን ዝደረኾ ጭንቀትን
- መን ጸንበለል በለ፡ መንከ ጠሓለ?
- 10 ሕቶታት ንማይናስ

## ኤርትራን ዞባዊ ዳይናሚክስ ቀርኒ ኣፍሪቃን

ሰሚናር ኣምባሳደር ተስፋሚካኤል ገራህቱ

2022

HAPPY NEW YEAR

ርሑስ ሓድሽ ዓመት





## ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
## ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ጥሪ 2022 ቁ.70

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ 10 ናቕፋ





ናብ መጽሔት መንእሰይ ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ሓበሬታ፡ ኣበርክቶ፡ መአረምታ፡ ነቐፌታ ወዘተ. በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ ፧


**መጽሔት “መንእሰይ”**

ቁ.ሳ.ጶ 1042

ቁ.ስልኪ 202592

ፋክስ 291-1-125981

**መርበብ ሓበሬታ ማሕበር**

www.eriyouth.org

**ዘርጋሒ መጽሔት**

ቁ.ስልኪ 200454


መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ኣብ መርበብ ሓበሬታ www.shabait.com (menesey magazine) ክትረኽብዋ ትኽእሉ ።

# ትሕዝቶ


ቃል ኣሰናዳኢ 2
ደሃይኩም 3
ጉዳያት 4
- 2022 - በሪ ርሁው ዘመን!
- ኣመት መጻኢ ጉዕዞ
- እገዳን ዝደረኾ ጭንቀትን
- መንእሰይ ዋሕስ ሰላምን ድሕነትን
- መን ጸንበለል በለ፡መንከ ጠሓለ?
- ጉዳይ ሓበሬታ ኣዛረቢ ኣርእስቲ

ሰሚናር 13
- ኤርትራን ዞባዊ ዳይናሚክስ ቀርኒ ኣፍሪቃን ሰሚናር ኣምባሳደር ተስፋሚካኤል ገራህቱ

ደሃይ ማሕበር 18
- ማሕበር መደባት ስራሕ ገምጊሙ
- ዓንበርበብ ሼር ካምፓኒ መንእሰያት ኣሰልጢኑ

ሓሳባት 22
- ውግዒ ልቢን ኣእምሮን
- ንፋዕ ሰብ ከመይ ዝበለ'ዩ?

ሃበርም 25
- ዶ/ር ሳሌም መኮነን

ኣካዳሚ 28
- ኣጸናንዓ ዓውደ-ትምህርቲ ቍጽሪ
- ኣመል ምድንጓይ
- ሜላታት ኣወሳስዳ ኖት

ትውፊት 31
- ኪዳን ኣደይ ለተንኪኤል

ሕብረተሰብ 34
- ተፋትዮም ድዮም ተፋቒሮም?
- “ንስኺ ትሕሺ”
- ሰኣን መገዲ ምሕባር

ሓንቲ ሕቶ ኣላትኒ 40

ባህልን ስነጥበባትን 43
- ደምጻዊ ረሺድ ሑሴን መሓመዳ
- ስነጥበበኛ ንያት ኣፈወርቂ

ሳይንስን ተክኖሎጅን 53
- ድሕነት ሳይበር

ስፖርት 56
- ኤሊት ኢንስትራክተር ዳንኤል ዮሃንስ

መለሳ 60
- 10 ኣዛነይቲ ሕቶታት ንማይናስ

# ቃል ኣሰናዳኢ

ዓመት 2021፡ መዕጸዊ ናይ'ዚ ተኣምራታዊ ቅያ ዝተፈጸመሉ፡ ከቢድ ዋጋን ምጽማምን ዝሓተተ ሕሉፍ ታሪኽ ምዕራፍ ኮይና፡ ዓመት 2022 ከኣ፡ መኽፈቲ በሪ ናብቲ ጸማና ክንሓፍሰሉ እንጅምር ርሁው ዘመን እያ። በዚ ኣጋጣሚ መጽሔት መንእሰይ፡ ኣብ ውሽጢ ሃገርን ወጻኢን ንዝርከብ ጽኑዕን ዕዉትን ህዝቢ ኤርትራ ምስ ሓይልታት ምክልኻሉ፡ እንቋዕ ናብ'ዛ በሪ ርሁው ዘመን ዓመት 2022 ኣብቃዓና! ትብል።

ስዕረት ወያነ ንሰበስልጣን ኣመሪካን ሰዓብታን ናብ ዕብድብድ እዩ ኣምሪሕዎም ዘሎ። ዝሕዙዎን ዝገብሩዎን ጠፊኡዎም። በዚ ድማ ዝባኖም ቀሊዖም፡ ኣብ ልዕሊ ኤርትራን ኢትዮጵያን ኩሉ ዓይነት ጸቕጢታትን መቕጻዕቲን ክገብሩ ክጓየዩ ጸኒሖም። ነቲ ዝተበታተነ ሓይሊ ናይ ወያኔ ትንፋስ ሰኺዖም ነቲ ኵነታት ክግልብጥዎ ዝከኣሎም ገይሮም። እንተኾነ እዚ ዳግማይ ፈተነ እውን ጉዕዞ ናብ ዓዘቕቲ'ዩ ኮይኑዎም። ዓሻስ ገበጣ ክሳብ ዝውዳእ ይጻወት ከምዝበሃል፡ በዚ ናይ ስዕረት መገዲ ንገለ እዋን ኣይክቕጽሉን እዮም ኢልካ ደፊርካ ክትዛረብ ዝከኣል ኣይኮነን።

ሕልምን ውጥንን ኣመሪካን መሻርኽታን ክብርዕን ምኽኑ ንተኣማምነ ኢና። ግን ከኣ እቲ ኣብ ልዕሌና ከንጸላሉ ዝጸንሐ ሓደጋ መሊኡ ኣይተቐንጠጠን። ዜናውን ስነኣእምሮኣውን ኲናትን ወፍርታት ጠቐነን ምድዋንን ዛጊት ይቕጽል ኣሎ። ኣመሪካ ብዝኣወጀቶ እገዳ ቁጠባና ክዓኑን መነባብሮና ክሓስምን ክትጓየ ጸኒሓ ኣላ።

ህዝብን መንግስትን ኤርትራ ድማ ነዚ መድረኻዊ ሓደጋ ምሉእ ብምሉእ ንምስዓር ምሉእ ዓቕምና ክነኽትትን መኸተና ከነሕይልን ይጽንሓለይ ዘይበሃል ዕማም'ዩ።

ክተት፡ ብቐዳምነት ኣእምሮኣዊ ምኽታት፡ ከም ኣብ ዝሓለፈ ሎሚ'ውን ክምንስዕር ብምትእምማን ብመንፈስን ብኣካልን ንኹሉ እንተታት ቅሩብ ምዃን እዩ።

ክተት፡ ፖለቲካዊ፡ ዜናዊ፡ ባህላውን ዲፕሎምስያውን መኸተና ምሕያል እዩ።

ክተት፡ ኵለንትናዊ ዓቕሚ ሓይልታት ምክልኻልና ምድራዕ እዩ።

ክተት፡ ምስ'ዚ መድረኽ ብዝሰማማዕን ዕላማታት እገዳ ኣመሪካ ንምፍሻል ብዘንቀደ ጵንዓትን ልምዓታውን ማሕበራውን መኸተና ምሕያል እዩ።

መላእ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ውሽጥን ወጻእን ብሕልፊ ድማ መንእሰያትን ካድረታትን ካብቲ ኣብ ንቡር መድረኽ ንገብሮ ንላዕሊ ተሳትፎናን ኣበርክቶናን ከነዕዝዝ የድሊ።

መጽሔት መንእሰይ ኣብ'ዚ ናይ ሓዲሽ ዓመት ሕታማ፡ ነቲ "ክተት ከም መድረኻዊ ግድነት" ብዝብል ኣርእስቲ ኣብ ዉሽጢ ሃገርን ወጻእን ብህግደፍ ክካየድ ኣብ ዝጸንሐ ሰሚናራት ዝተላዕለ ነጥብታት ምርኩስ ብምግባር ሓያለ ዓናቕጽ ኣእንጊዳ ኣላ። ክቡር ኣምባሳደር ተስፋሚካኤል ገራህቱ ኣብ'ቲ ናይ ወትሩ ሓሙስ ምሸት መደብ፡ "ኤርትራን ዳይናሚክስ ቀርኒ ኣፍሪቃን" ብዝብል ኣርእስቲ ንመንእሰያት ዝሃቦ ሰሚናር'ውን ጽማቝ ቀሪቡ ኣሎ። ኣብ'ቶም ልሙዳት ዓምድታታ'ውን እምህሩን ኣዘናግዑን እዮም ዝበለቶም ብርክት ዝበሉ ትሕዝቶታት ንኣንበብታ ጆባእ ኢላ ኣላ። ደጊማ ርሑስ ሓድሽ ዓመት ክኾነልና ትምነ።

# ደሃይኩም

## ብመጽሔት መንእሰይ ተሓቢነ

መጽሔት መንእሰይ ኣብ ናይ ሓምለ 2010 ሕታማ፡ ምስ ክቡር ጸሓፊ ህግደፍ ብጻይ ኣልኣሚን መሓመድስዒድ ዘካየደቶ ዕላል ትውፊት፡ ንመስዋእቱ ኣጋጣሚ ብምግባር፡ ኣብ ድምጺ ሓፋሽን ጋዜጣ ሓዳስ ኤርትራን ወጺኡ ነይሩ። እቲ ኣብ መጽሔት መንእሰይ ዝወጸሉ እዋን፡ ትሕቲ ዕድመ ብምንባረይ ኣብ ሽው ኮይነ ክነብቦ ኣይከኣልኩን። ኣብ ሕጂ ኮይነ ክከታተሎ ዕድል ብምርካበይ ብመጽሔት መንእሰይ ሓበን እናተሰምዓኒ፡ ንገለ ካብ ተመስጠይ ከካፍል ምደለኹ።

እቲ ዕላል ግሉጽን ንብዙሕ ጉዕዞ ሂወቱ ዝድህስስን ብምንባሩ፡ ብሕልፊ ንዓና ንመንእሰያት ኣዝዩ ኣገዳሲ ኮይኑ ረኺበዮ። ካብ ተሞክሮ ብጻይ ኣልኣሚን መሓመድስዒድን ጀጋኑ ብጾቱን ክንቀስሞ እንኽእል ትምህርቲ ኣዝዩ ዓብዪ እዩ። መጽሔት መንእሰይ ኣብ መጻኢ'ውን ከምዚ ዝኣመሰለ ክፉት ወግዕታት ሒዛ ክትወጽእ ውራየይ ኢላ ክትተሓሓዞ ዝግበኣ ምዃኑ እረኣየካ።

ናይ እዋን ገድሊ ደቂ 20ታት ክሳዕ ክንደይ ቅያን ተኣምርን ይሰርሑ ምንባሮምን እቲ ንቕሓት ክሳዕ ክንደይ ምስ ደሞም ተወሃሂዱ ከም ዝነበረን ኣዝዩ ዘገርም'ዩ። ብጻይ ኣልኣሚን ኣብቲ ዝጸንከረን ዝመረረን ናይ ቃልሲ እዋን፡ ደቂ 20-25 ዓመት ምንባሮም፡ እቲ ዝዓበየ ካብ'ኦም ወዲ 25 ዓመት ምንባሩ፡ ንሱ ንባዕሉ ኣብ ንኡስ ዕድሚኡ፡ ካብ ደምበላስ ናብ ከሰላ ክልተ ግዜ፡ ካብ ቃሮራ ክሳብ ገደም ክልተ ግዜ፡ ካብ ገደም ክሳብ ደንካልያ ድማ ክልተ ግዜ ብእግሪ ከም ዝኸደ ተዘክሮኡ ኣካፊሉ።

ብጻይ ኣልኣሚን እቲ ዝጸንከረ ወይ ዝመረረ ኢሉ ዝገልጾ፡ እቲ ድኻም፡ እቲ ጸገም፡ እቲ ግጥም ምስ ጸላኢ፡ እቲ ኤርትራውያን ምውዳብ ዘይኮነ፡ እቲ ኩናት ሓድሕድ ምንባሩ'ዩ። እዚ ድማ ኣብ ውድብ ህዝባዊ ግንባር ነቲ ኣዝዩ ጽንኩር ነገራት ክሳዕ ክንደይ ኣቕሊልካ ናይ ምርኣይ ባህሊ ከም ዝነበረ እዩ ዘረድኣና።

ብጻይ ኣልኣሚን ነዞም ናይ ሕጂ ወለዶ መንእሰያት ምስ'ቶም ቀዳሞት መንእሰያት ብምንጽጻር ክገልጽ ምስተሓተ ኣብ ዝሃቦ መልሲ፥ እቲ ናይ ቀደም ወይ እቲ ናይ ሜዳ መንእሰይ ቀንዲ ተልእኾኡ፡ ሃገራዊ ናጽነት ንምምጻእ ምንባሩ ጠቒሱ፡ ናይ'ዚ ናይ ሕጂ ወለዶ መንእሰይ ድማ ነቲ ዝመጸ ናጽነት ንምዕቃብን ንምድልዳልን ማሕበራዊ ፍትሒ ምንጋስን ምዃኑ'ዩ ኣረዲኡ። እንተሰሪሑ፡ እንተነፊዑ፡ እንተተማሂሩ፡ ሃገራዊ ሓድነቱ እንተሓልዩ፡ ድስፕሊን እንተኣማዕቢሉ ተልእኾኡ ብግቡእ ክፍጽም ይኽእል'ዩ፡ ብምባል ድማ ዓብዪ ሓላፍነት ኣሰኪሙና ኣሎ። ቅሰን ኣያና ብጻይ ኣልኣሚን!

*ድሌት ማቴዎስ ካብ ኮሌጅ ማይ ነፍሒ*

## ብዛዕባ ዋኒን ኣገዳሲ ፍልጠት ቀሲሙ

መጽሔት መንእሰይ ኣብ ዝሓለፈ ሕታማ፡ ምስ መንእሰይ ምሁር ስነቑጠባ ዶ/ር ኣሚነ ተኽላይ ዝገበረቶ ጻንሖት ኣእንጊዳ ነይራ። እቲ ቃለመጠይቕ መንእሰያት ምስ ቁጠባ ኣብ ዝተኣሳሰር ጉዳያት ዘሎና ኣፍልጦ ዘዕቢ ኣስተምህሮኣዊ ኣገባብ ዝተኸተለ ብምንባሩ፡ ኣገዳስነቱ ዕዙዝ ነይሩ።

ካብ'ቲ ንዓይ ኣዝዩ ዝሰሓበኒ፡ ኣብ ጉዳይ ዋኒን ኣተኩሩ ዝሃቦ ኣስተምህሮ እዩ። በቲ ዘሎካ ዓቕሚ፡ ንእሽቶ ዋኒን ከፊትካ ከመይ ጌርካ ከም ተዕብዮ ዝርዝራዊ ሓበሬታ ሂቡና ኣሎ።

ነዚ ናይ መኸተ እዋን ብዓወት ዛዚምና፡ ናብ ዋኒንን ምስኡ ኣብ ዝተኣሳሰር ንጥፈታትን ምውፋርና ስለዘይተርፍ፡ ኣብ ጉዳይ ዋኒን ዝህልወና ኣፍልጦ ክነስፍሕ እዋን ዝጠልቦ እዩ። ኣብ መወዳእታ፡ ኣብ ዶ/ር ኣሚነ ተኽላይ ዘሎኒ ኣድናቖት ክገልጽ ክፍቀደለይ እሓትት። የቐንየልና ዶክተር።

*መምህር ንፍታሌም ኢሳያስ*

## ጉዳይ ኤይድስ ምልዓል ግርም

ኤችኣይቪ ገና ምሉእ ፈውሲ ኣይተረኽቦን




ዘሎ። ብሰንኪ ወለንታዊ መርመራ ዘይምግባር እቲ ቫይረስ ኣብ ዉሽጢ ሰብነትካ ተባዚሑ፡ ክፍወስ ኣብ ዘይክእለሉ ደረጃ ክበጽሕ ይኽእል እዩ። መጽሔት መንእሰይ ንገለ ዓመታት ጎስያቶ ዝጸንሐት ጎስጓስ ብመስጥቲ ዛንታታት ክተነቓቕሕ ምጅማራ ዝተባባዕ እዩ።

ኮረና ቫይረስ እውን ብሰላሕታ ንብዙሓት ግዳይ ዝገብር ዘሎ እዩ። ብዛዕባ'ዚ ሕማም'ዚ እውን ብተመሳሳሊ ፍሉይ ኣገባብ ጎስጓስ ክተተኣታቱ ኣገዳሲ ኮይኑ እስመዓኒ።

*ሕዱግ ዑስማን ካብ ጊንዳዕ*

## ዋዘስ ትሕዝቶ'ውን ኣገዳሲ'ዩ

ትሕዝቶ መጽሔት መንእሰይ ቅሩብ ትዓትብ ዘላ እመስለኒ። ጉዳይ ፖለቲካን እዋናዊ ኩነታትን ክትጎስዮ ዘይብላ ምዃኑ ፍሉጥ እዩ፤ ግና ኸኣ ልዕሊ ዓቐን ክኸውን ኣይግባእን። ዕቱብ ትሕዝቶ ፍኹስ ምስ ዝበለ ተዛኒቑ እንተቐሪቡ፡ ዝያዳ ተነባቢ ክኸውን ይኽእል'ዩ።

ኣብነት፥ ኣብ ዓምዲ ባህልን ስነጥበባትን ምስ ህቡባት ስነጥበበኛታት ትገብርዎ ቃለመጠይቕ ሰሓቢ'ዩ። ፍቕሪ ጠቀስ ጽሑፋት፡ ልብወለዳት፡ ግጥምታት፡ ኮታስ ሕጽር ዝበለ፡ ሰሓቢ፡ ብቐሊሉ ትርድኦ ትሕዝቶታት ኣይተውሕዱ።

*ሂባ ሳልሕ ካብ ገዛባንዳ*

## ጉዳያት

# 2022 – በሪ ርሁው ዘመን!

ዓመት ተዛዚሙ፡ ሓድሽ ዓመት ኣብ ዝፍልመሉ መሳግሮ፡ ዝሓለፈ 365 መዓልታት ከመይ ሰጊርናዮ? እንታይ ዓሚምና? እንታይ ብድሆታት ገጢሙና? ብኸመይ ሰጊርናዮ? ብመንጽሩ’ኸ እዚ ዝኣቱ ዘሎ ሓድሽ ዓመት እንታይ እንታይ ክመስል እዩ? ኢልካ ሕሉፍ ምግምጋምን መጻኢ ምእማትን፡ ነዊሕ ዕድመ ዘለዎ ልምድናን ልምዲ ኩላቶም ደቂሰብን እዩ። ክንዲ ዝኾነ፡ ኣብዚ ናብ ዓመተ 2022 እንሰጋገረሉ ዘለና መዓልታት፡ ንጉዕዞ 2021 ተመሊስና ብምጥማት፡ ብዛዕባ እንኣትዎ ዘለና ሓድሽ ዓመት ኣመት ምሃብ ኣገዳሲ ይኸውን።

ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ነዊሕ ቃልሱ ብዘጥረዮ ብሉጽ ሃገራዊ ጥምረትን ማሕበራዊ ፍትሒ ዝመጣምሩ ሕብረተሰብኣዊ ስኒትን፡ ውሽጣዊ ጸጥታኡን ሰላሙን ብዘተኣማምን መገዲ ዘውሓሰ ህዝቢ እኳ እንተኾነ፡ ምስ ዞባዊን ዓለማዊን ኩነታት ተኣሳሲሩ፡ ብቐጻልነት ብድሆታትን ተጻብኦታትን ዘይተጋደፎ ህዝቢ እዩ። ዓመተ 2021 ከኣ፡ ንህዝቢ ኤርትራ ናይ ብድሆን ኩለንተናዊ መኸተን ዓመት እያ ነይራ። ኣብ ኢትዮጵያ ዝተወልዐ ግጭት ጽልዋኡ ኣብ ልዕለና ቀሊል ኣይነበረን። ምስ`ዚ ኵነታት’ዚ ተኣሳሲሩ፡ ናብ ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ ዝቐንዐ ተጻብኦን ዝዝነበ ናይ ምስይጣን ዘመተን እልቢ ኣይነበሮን። ዓንጻ ዓንጻ ንማዕጾ ከምዝብሃል ሕን-ሕነ ፍሽለትን ስዕረትን፡ ኣመሪካን መሻርኽታን ኣብ ልዕሊ ኤርትራ፡ ርትዒን ምኽኑይነትን ዘይብሉ ተኸታታሊ እገዳታት ክብይና ተዓዚብና።



እንተኾነ፡ እዚ ኣብ 2021 ዝተራእየ ፕሮፖጋንዳዊ ዘመተን ብይናት እገዳን፡ መቐጸልታ ናይ`ቲ ቅድሚኡ ብሓያል መኸተ ዝተሰግረ መድረኻት እምበር ሓድሽን ፍሉይን ኣይኮነን። ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ዝሓለፈ ልዕሊ 20 ዓመታት፡ ካልኦት ህዝብታት ክጻወርዎ ዘጸግም ብርቱዕ ግዳማዊ ተጻብኦ፡ ካብ ቅሉዕ ወራር ክሳብ ዝተፈላለየ ስውር ፖለቲካዊን ቁጠባዊን ሽርሒታት መኪቱ ብዓወት ሰጊርዎ እዩ። ጎኒ ጎኒ’ዚ ድማ፡ ከም ካልኦት ናብ ምጽወታን ግዳማዊ ሓገዝን ከየንብሃቔ፡ ብዙሕ ጸገማት ተጻዊሩ፡ ኣብ መትከል ርእሰ ምርኮሳ ረጊጹ እናርሃጸ፡ ካብ መትከሉ ከየንደልሃጸ፡ ሓራ ፖለቲካዊ መስመሩ ዓቂቡ፡ ብዓወት ክወጽእ ክኢሉ ጥራይ ዘይኮነ፡ ብዞባ ደረጃ፡ ጽልዋ ፈጢሩ፡ ኣርኣያ ናይ ሓርነትን ክብረትን ክኸውን በቒዑ እዩ። 2021 እምበኣር ምስናይ ብድሆታታ፡ ንዓወታት ህዝቢ ኤርትራ ዝደረዐትን ዝኾልዐትን፡ ኣብ ዞባና ሓድሽ ክስተት ብምፍጣር ትስፋው ደረተ-ትርኢት ዝተቐልቀለላ ዓመት እያ።

ኩልና ከምእንግዘቦ፡ ናብዚ መድረኽ’ዚ ንምባጽሕ ከቢድ ዋጋን ብዙሕ ምጽማምን ሓቲቱና እዩ። የግዳስ ብመጠን ዝተጻመምናዮ ጸማና ብቐሊል ዝግመት ኣይነበረን። ልዕሊ ኹሉ ድሕነት ሃገር ምስ ክብረት ኣውሒስና። ማዕረ ማዕረኡ ድማ፡ ዞባና ዘለዎ ብድሆታት ፈቲሑ፡ ናብ ዞባ ሰላምን ምትሕብባርን ንኽምርሕ ከም ህዝቢን መንግስቲን ዝገበርናዮ ኣበርክቶ ብቐሊል ዝግመት ኣይነበረን። እዚ ሕጂ ዝሕፈስ ዘሎ ዓወታት እምበኣር፡ ብቐንዱ ፍረ ዘይጸዓድ መንፈስን ሕልናን ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ እዩ።

ዓመተ 2021፡ መዕጸዊ ናይ`ዚ ተኣምራታዊ ቅያ ዝተፈጸመሉ፡ ከቢድ ዋጋን ምጽማምን ዝሓተተ ሕሉፍ ታሪኽ ምዕራፍ ኮይና፡ ዓመተ 2022 ከኣ፡ መኽፈቲ በሪ ናብቲ ጻማና ክንሓፍሰሉ እንጅምር ርሁው ዘመን እያ።

# ኣመት መጻኢ ጉዕዞ

ካብ ዝሓለፈ መስከረም 2021 ጀሚሩ ብህዝባዊ ግንባር ንደሞክራሲን ፍትሕን ዝተወደበ ሰሚናራት ኣብ መላእ ሃገር በብጸፍሕታቱ ክካየድ ምጽንሑ ይዝከር። ኣርእስቲ ናይ'ቲ ሰሚናር፡ “ክተት - ከም መድረኻዊ ግድነት” ዝብል እዩ ነይሩ።

እዚ ኣርእስቲ'ዚ ንህዝቢ ኤርትራ ሓድሽ ኣይኮነን። ከመይሲ ህዝቢ ኤርትራ፡ ካብ መፋርቕ ዝሓለፈ ዘመን ጀሚሩ ክሳብ ሕጂ፡ ነቲ ብግሎባዊ ስትራተጂ ርእሰ ሓያላን ዝተነፍገ መሰል ርእሰ-ውሳነ ብቓልሱ ጨቢጡ፡ ናጻን ልኡላውን ሃገር ንምህናጽ፡ ነዊሕን መሪርን ተጋድሎ ዘሕለፈ፣ ድሕሪ ናጽነት ከኣ፡ እዚ ግሎባዊ ስትራተጂ'ዚ ብዘይምቕያሩ ዝገጠሞ ብድሆታትን ተጻብኦታትን መኪቱ፡ ናጽነቱ ንምድልዳልን ሓራ ፖለቲካዊ መስመሩ ንምውሓስን፡ ኣብ እስትንፋስ ዘይህብ ቀጻሊ ናይ ክተት ሃዋህው ተጸሚዱ ዝጸንሐ እዩ። ሳላ ቅኑዕን ፍትሓዊን መስመሩ፡ ሳላ ጽንዓቱን ዘይክማህ መኸተኡን፡ ሳላ ጅግንነቱን ዝኸፈሎ ክቡር መስዋእቲን፡ ሳላ ፖለቲካውን ወተሃደራውን ብቕዓቱ፡ መሃዝነቱን ብልሓቱን ከኣ፡ ብቐጻሊ ታሪኻዊ ዓወታት እናመዝገበ ክመጽእ ጸኒሑ ኣሎ።

ኣብቲ ቀዳማይ ተጋድሎ፡ ነቶም ዝሒፍ ናይ ምዕራብን ምብራቕን ደገፍ ዝነበሮም ስርዓታት ሃይለሳለሰን ደርግን ስዒሩ፡ ኣብ መስርሕ ቃልሱ፡ ውሽጣዊ ጽሬቱን ኩለንተናዊ ሃገራዊ ብቕዓቱን ክብ ኣቢሉ፡ ስሙር ህዝቢን ሃገርን ፈጢሩ፡ ማሕበረሰብ ዓለም ናጽነቱን ልኡላውነቱን ከምዝቕበል ገይሩ። ተጻብኦ ግን ኣይዓረፈን። በዚ ድማ ድሕሪ ናጽነት ኣብ ዘካየዶ ካልኣይ ገድሊ፡ ከቢድን ዝተሓላለኸን ተጻብኦታት መኪቱ፡ ብውክልና ወያነ ዝተፈነወሉ መጠነ ሰፊሕ ወራራት ሓምሺሹ፡ ነቲ ወራር ዘሰነየ እገዳን ካልእ ዝተፈላለየ ውዲታትን ሸርሒታትን ኣምኪኑ፡ ኣብ መወዳእታ ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ በሪ ሰላምን ምሕዝነትን ክኸፍት ክኢሉ ኣሎ። ከም ውጽኢቱ፡ ኣብዚ ዞባ ብዝሓሸ መገዲ ሰላሙን ጸጥታኡን ኣውሒሱ፡ ኣብ ርግኣት ናይዚ ዞባ ዓቢ ኣበርክቶ ክገብር በቒዑ ኣሎ።

ድሕሪ'ዚ ዕዉት ታሪኽ'ዚ ድኣ'ሞ እንታይ “ክተት!” ኣድልየ ዝብል ሕቶ ክስዕብ ባህርያዊ እዩ። እንታይ ሓድሽ ብድሆታት ስለዘሎ?

ከምዝፍለጥ ባህግናን ራእይናን ውሑስን ነባሪን ሰላም እዩ። እዚ ከኣ፡ ብዘቤታዊ ኩነታት ጥራይ ዝውሰን ኣይኮነን። ተሞኩሮናን ተሞኩሮ ዝተፈላለየ ከባቢታት ዓለምናን ዝምስክሮ፡ ውሑስ ሰላምን ምዕባለን ክህሉ፡ ውሑስን ሰላማውን ጎደቦን ንዕኡ ዝጸሉ ዓለማዊን ዞባዊን ኩነታት ኣገዳሲ እዩ። በዚ መንጽር'ዚ ጎዶቦና እንታይ ይመስል? ፖሊሲታት ዓበይቲ ሓይልታት ብኸመይ ይጸልዎ ኣሎ እንተድኣ ኢልና፡ መልሱ ብዙሕ ትንታነ ዘየድልዮ ንኹሉ ብሩህን ንጹርን እዩ። ንምዝኽኻር ዝኣክል ግን ኣሕጽር ኣቢልካ ምጥቃሱ ኣገዳሲ እዩ።

ዓመተ 2018 ኣብ ዞባና ናይ መቐይሮ ዓመት እያ ነይራ። እቲ ኣብ ህዝብታት ኤርትራን ኢትዮጵያን ብጃንዳ ወያነን ጎይቶቱን ተጻዒኑ ዝነበረ ናይ ተጻብኦ ሃዋህው ዘኽተመላ ናይ ድሙቕ ዓወት ዓመት እያ ነይራ። ጃንዳ ወያነ፡ ብቑጥዐ ህዝቢ ኢትዮጵያ ካብ መንበረ ስልጣን ድሕሪ ምእላዩ፡ እቲ ብኣይዞኻት ኣመሪካን መሻርኽታን ተሓሲምዎ ዝነበረ ትግባረ ብይን፡ እቲ ሓድሽ መንግስቲ ኢትዮጵያ ክቕበሎ ምውሳኑ ዓቢ ዓወት ንህዝብታት ኤርትራን ኢትዮጵያን ቀርኒ ኣፍሪቃን እዩ ነይሩ። እቲ ዓወታት ብሓጺሩ ከምዚ እዩ:-

- ዓለማውያን ሓይልታት ንተነጽሎን ሞትን ዝፈረድዎ ኤርትራ፡ ንኹሉ ውዲታቶም ፈንጢሳ ብዓወት ወጺኣ ጥራይ ዘይኮነ ኣብዚ ዞባ ተሰማዒትን ጸላዊትን ሃገር ኮይና።

- ኣብ ጽልእን ቀጻሊ ምትህንኻትን ክኑብሩ ዝተወሰነሎም ህዝብታት ኤርትራን ኢትዮጵያን፡ ሕርያኦም፡ ሰላምን ምሕዝነትን ሓድሕድ ተሓባቢርካ ምንባርን ምዃኑ ንፈታዊን ጸላኢን ኣፍሊጦም።

- ነዚ ተበግሶ'ዚ ሶማል ተጸንቢራቶ። ምስ ውድቀት ስርዓት ኣልበሽር እውን፡ ናይ ህዝቢን መንግስቲን ሱዳን ምርጫ ካብዚ ናይ ህዝብታት ኤርትራ፡ ኢትዮጵያን ሶማልን ዝተፈልየ ከምዘይኮነ ተራእዩ። ደቡብ ሱዳንን ጅቡቲን ወሲኽካ ድማ ናይ ኩለን ሃገራት ቀርኒ ኣፍሪቃ ዞባዊ ውድብ ንምምስራት ተበግሶ ተወሲዱ።

እዚ ምዕባለታት'ዚ ንደላይ ሰላምን ልምዓትን ዘሐጉስ እኳ እንተኾነ ንኹሉ የሐጉስ'ዩ ክበሃል ኣይከኣልን። በዚ ዓወት'ዚ ዝኸሰሩን ዝተሳዕሩን፡ በቲ ሓድሽ ምዕባለታት ዝተሰናበዱ ወገናት ክህልዉ ባህርያዊ እዩ። ዝያዳ ኹሉ፡ ሰብ ፍሉይ ረብሓ ኣመሪካን ሰዓብታን እዚ ምዕባለታት'ዚ ከቕስኖም ዝኽእል ኣይኮነን። ኣብ'ዚ ዞባ ዝጸንሖም ዕብለላን ጽልዋን ከየኽትም ድማ ኣብ ስግኣት እዮም ወዲቖም። መራሕቲ ወያነን

መዳኸርቶምን፡ ከምኡ'ውን ኣብ ውሽጢ ኢትዮጵያ ይኹን ኣብ ዝተፈላለየ ኣህጉራውያን ትካላትን መጋበርያ ወያነ ኮይኖም ጁባታቶም ከህጥሩ ዝጸንሑ ኢትዮጵያውያንን ወጻእተኛታትን ውልቀሰባት እውን ኣለዉ። ኩሎም እዚኣቶም ስዕረቶም ጎሲምም ክኹዱን ኢዶምን እግሮምን ክእከቡን ዘይሕሰብ እዩ ነይሩ።

መንግስቲ ኤርትራ፡ ነዊሕ ተሞኩሮ ስለዘለዎ፡ ኣስፈሑን ኣርሒቑን ስለዝጥምት፡ ከሎ ገና እቲ ክመጽእ ዝኽእል ተጻብኦታት ኣይዘንግዖን። ኮይኑ ድማ፡ ኣመሪካን ሰዓብታን ነቲ ዝመጸ ለውጢ ገና ሱር ከይሰደደን ከይደልደለን ክምሕውዎ ኣንቂዶም። ነቲ ብቁጥዐ ህዝቢ ኢትዮጵያ ካብ መንበረ ስልጣን ተኣልዩ ንመቐለ ዝሃደመ ጉጅለ ወያነ ዳግማይ ብምልኣኽ፡ ካብቲ ዝተፈጥረ ሰላም ብዙሕ ክረብሕ ይኽእል ንዝነበረ ህዝቢ ትግራይ ግዳይ ህልቂት ክኸውን ብምፍራድ፡ ናይ ቅብጸት ክበሃል ዝከኣል ሓደገኛ ስጉምቲ ወሲዶም።

ጎኒ ጎኒ'ዚ ወተሃደራዊ ዕንደራ'ዚ፡ ሽግር ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ምልካውያን መራሕቲ ኤርትራን ኢትዮጵያን ሶማልን እዮም እናበሉ ዘሙተ ብምኽያድ፡ ኣብ ምርጫ ሶማል ኢዶም ብምእታው ንፕረዚደንት ሶማል ክቕይሩ፣ ኣብ ልዕሊ ኢትዮጵያን ቀዳማይ ሚኒስተር ኣቢይን ብርቱዕ ጸቕጢ ብምግባር ነታ ሃገር ከዳኽሙን መንግስቲ ክቕይሩን፣ ንኢትዮጵያ ካብ ኤርትራ ከምእትርሕቕ ብምግባር፡ ንኤርትራ በይና ነጺሎም ከትርፍዋ፡ እንተተኻኢሉ እውን ምስ ኢትዮጵያ ዳግም ከናቕሑትዋ ነቒሎም።

ናይ ኣመሪካን ሰዓብታን ናይ ቅብጸት ስጉምቲ እምበኣር፡ ዝያዳ ኩሉ ናብ ኤርትራ ዝቐንዐ እዩ ክበሃል ይከኣል። ሰበስልጣን ኣመሪካን ኤውሮጳን ናብ ከምዚ ዝኣመሰለ ህውኽን ሓደገኛን ስጉምቲ ክኣትዉ ዝደረኾም፡ "ነዚ ለውጢ'ዚ ትመርሖ ዘላ ኤርትራ'ያ" ኢሎም ስለዝደምደሙ እዮም።

እታ ንኣስታት 80 ዓመታት ዝተጻብኡዋ ኤርትራ፡ ኣብ ዝሓለፈ 20 ዓመት ድማ፡ ብኩናትን እገዳን ኩሉ ዓይነት ተጻብኦታትን ወዲታትን ከዳኽምዋ ዝሰርሑ ኤርትራ፡ እታ ብኹሉ ናይ ፕሮፓጋንዳ ትካላቶም ሰይጣናዊ ምስሊ ከልብስዋ ዝሃቀኑ ኤርትራ፡ ካብ መፈንጠራኦም ወጺኣ፡ ካብ ፍንፍንቲን ንጽልቲን ሃገር ናብ መራሒት ሰላምን ምትሕብባርን ቀርኒ ኣፍሪቃ ክትቅየር ክወሓጠሎም ዘይክእል መሪር ከኒና እዩም ኮይኑዎም።

መጋበርያኦም ወያነ፡ ተልእኾኡ ተቐቢሉ ብ4 ሕዳር 2021 ኣብ ልዕሊ ሰራዊት ሰሜን እዚ መጥቃዕቲ ምስ ፈጸመ፡ ምዕራባውያን ዝያዳ ኩሉ ዝሰግኡ ሰራዊት ኤርትራ ናብቲ ኲናት ከይኣቱ እዮም። ኤርትራ እንተዘይተሓዊሳቶ ድማ እቲ ውጥን ክዕወት ከምዝኽእል ተኣማሚኖም ነይሮም። ይኹንምበር እቲ ኩነታት ከምቲ ዝሓሰብዎ ኣይኮነሎምን። ወያነ ነዊሕ ኣብ ዘይኮነ መዓልታት ተሳዒሩ፡ ናብ በረኻታት ተበታቲኑ።

ስዕረት ወያነ ንሰበስልጣን ኣመሪካን ሰዓብታን ናብ ዕብድብድ እዩ ኣምሪሕዎም። ዝሕዙዎን ዝገብሩዎን ጠፊኡዎም። በዚ ድማ ዝባኖም ቀሊ.ያም፡ ኣብ ልዕሊ ኤርትራን ኢትዮጵያን ኩሉ ዓይነት ጸቕጢታትን መቕጻዕቲን ክገብሩ ተጓይዮም። ነቲ ዝተበታተነ ሓይሊ ናይ ወያነ ትንፋስ ሰኺዖም ነቲ ኩነታት ክግልብጥዎ ድማ ዝከኣሎም ይገብሩ ኣለዉ። እንተኾነ እዚ ዳግማይ ፈተነ እውን ጉዕዞ ናብ ዓዘቕቲ እዩ ኮይኑዎም። ዓሻስ ገበጣ ክሳብ ዝውዳእ ይጻወት ከምዝበሃል ድማ፡ በዚ ናይ ስዕረት መገዲ ይቕጽሉ ኣለዉ።

ኣብ ከምዚ ዓይነት ተሃዋሲ ኩነታት፡ ኣሙት መጻኢ ጉዕዞና ብዝምልከት ሓበሬታ ምሃብ ኣድላዪ እዩ። ሃገርና ሰላም እያ ኢልና ክንዛነ ኣይንኽእልን። ነቲ ዘሎ ዞባዊ ኩነታት ብደቂቕን ብዕቱብን ክንከታተሎ፡ ሰላምናን ድሕነትናትን ንምውሓስ ወትሩ ድልዋት ክንከውን፡ ነቲ ዘሎ ምዕባለታት ናብ ረብሓና ንምልዋጡ ምስ ደለይቲ ሰላምን ለውጢን ሓቢርና ክንጽዕት፡ ህልዊ መድረኽ ሓላፍነት የሰክምና እዩ። ክተት ከም መድረኻዊ ግድነት! ዝብል ጻውዒት እምበኣር ነዚ መድረኽ ዘሰከመና ሓላፍነት ዘዘኻኽር፡ እቲ ልሙድ ሃገራዊ ዕማምና እምበር ሓድሽ ኣይኮነን።



# እገዳን ዘደረኾ ጭንቀትን

ሕቡራት መንግስታት ኣመሪካ፡ ብ17 መስከረም 2021፡ ብስም ፕረዚደንት ባይደን ኣብ ዘሕለፎ “ፕረዚደንታዊ ድንጋገ” ኣብ ልዕሊ ኤርትራን ኢትዮጵያን ዝተፈላለየ ናይ እገዳ ስጉምቲታት ክወስድ ምዃኑ ገሊጹ ነይሩ። ዝሓለፈ 12 ሕዳር፡ ኣመሪካ ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ሓደስቲ ስጉምቲታት እገዳ ከም ዝወሰደት ኣዊጃ። እቶም ኣጊደዮም ዝበለቶም ትካላትን ሰብ መዚን ኤርትራ፡ ህዝባዊ ግንባር ንደሞክራስን ፍትሕን፡ ሓይልታት ምክልኻል ኤርትራ፡ ኣገደስቲ ኩባንያታት ኤርትራ ዝሓቖፍ “ማዕከን ሕድሪ”፡ ኩባንያ ቀይሕ ባሕሪ (09)፡ ካብ ሰብ መዚ ድማ ሓላፊ ቁጠባዊ ጉዳያት ህግደፍ ብጻይ ሓጎስ ገብረሂወትን ሓላፊ ቤት ጽሕፈት ሃገራዊ ድሕነት ብጻይ ኣብርሃ ካሳን እዮም። ብሓጺሩ ኣመሪካ ንመላእ ሃገር ክትእግድ ኣንቂዳ ኣላ።

ትሕዝቶ ናይ`ቲ እገዳ፡ ኣብ ኣመሪካ ዘሎ ንብረትን ገንዘብን ናይ ዝተኣገዱ ትካላትን ውልቀሰባትን ዘደስክል፡ ኣመሪካውያን ትካላትን ሰብ ሃብቲን ኣብ ኤርትራ ወፍሪ ከይገብሩን ገንዘብ ከየልቅሑን ዝኸልክል፡ ምንቅስቓስ ሸርፌ ወጻኢ ዝድርት እዩ።



እቲ ንእገዳ ምኽንያት ኮይኑ ዝቐረበ ብቓላቶም ከምዚ ዝስዕብ እዩ። “ኣብ ሰሜን ኢትዮጵያ ተኸሲቱ ዘሎ ኲነታት ንሃገራዊ ድሕነት ኣመሪካ ከቢድ ስግኣት እዩ” ይብል መግለጺ ኣመሪካ።

እዚ መግለጺ’ዚ፡ ነቲ ብድሕሪ’ዚ እገዳታት’ዚ ዘሎ ጭንቀትን ሕርቃንን ዘመልክት እዩ። ኣብ ባይታ ዘሎ ሓቅታት ይምስክሮ ከምዘሎ፡ ኣመሪካ ቅድምን ድሕርን ዝሓዘል ኩናት፡ ኣብዚ ዞባ ዝተኸተለቶ ዝምቡዕ ስትራተጂ ብፍሽለት ኣብቂዑ እዩ። እንተኾነ፡ ኣመሪካ ጠንቂ ፍሽለታ፡ ፖሊሲኣ ግጉይ ኮይኑ ዘይኮነ፡ “ብሰንኪ ኤርትራ’ዩ” ኢላ እያ ትሓስብ።

እዚ ናይ ሕጂ እገዳታት’ዚ እንታይ ማህሰይቲ ክህልዎ ይኽእል፡ ንግዜን መጻኢ ምዕባለታትን ገዲፍና፡ እዚ እገዳታት’ዚ፡ ኣብ ባይታ ምስ ዘሎ ሓቅታት ዘይሳነ፡ ርኡይ ዓሎቕኑን ናይ መንግስቲ ኣመሪካ ግሁድ ጸግዒ ምስ ጀንዳ ወያነን ዘቃልዕ እዩ ክበሃል ይከኣል። እዚ ኣቐዲሙ ዝተጠቕሰ ሰለስተ ተኸታታሊ ውሳነታት እገዳ’ዚ ኣብ ዝሓለፈሉ እዋን፡ ኣብ ባይታ ዝነበረ ሓቂ፡ ወራር ወያነ ኣብ መሬት ኣምሓራን ዓፋርን እዩ። ወራሪ ወያነ፡ ዝተወረሩ ዓፈርን ኣምሓራን፡ ክሳሲት ኣመሪካ፡ ፈራዲት ኣመሪካ፡ እቲ መቕጻዕቲ ድማ ናብ ኤርትራ።

ካልእ ተወሳኺ ድሙቕ መርኣያ ዘይሕጋውነት ናይ`ዚ ውሳነ’ዚ፡ ልዑላውነት ህዝቢ ኢትዮጵያ ብቕሉዕ ዝግህስ ምዃኑ እዩ። “ሰራዊት ኤርትራ፡ ካብ መሬት ኢትዮጵያ ክወጽእ ኣለዎ፣ ሰራዊት ኤርትራ ግፍዒታት ፈጺሙ” ዝብል ጠለብ ኣመሪካ ብዝኾነ መገዲ ርትዒን ሕጋውነትን ዘለዎ ኣይኮነን። ምኽንያቱ ህዝቢን መንግስቲን ኢትዮጵያ፡ ንኤርትራ ኣይከሰሱን። ኢትዮጵያ ድማ ከም ልኡላዊት ሃገር፡ ሓደጋ ምስ ዝገጥማ ምስ ዝደለየቶ ተሓባቢራ ስግኣታ ከተወግድ መሰላ እዩ። ኣብ መሬታ ብዛዕባ ዝፍጸም ዝኾነ ነገር ድማ ዝያዳ ኩሉ ንኢትዮጵያ ይምልከት። ኣመሪካ ግን ልዑላውነት ህዝቢ ኢትዮጵያ ዋጋ ከይሃበት፡ ኣብ ጉዳይ ህዝቢ ኢትዮጵያ ባዕላ ወሳኒት ኮይና ክትቀርብ ኣይሓነኸትን።

ፕረዚደንታዊ ድንጋገ ኣመሪካ፡ ኣብቲ ፈለማ ንኤርትራ፡ ኢትዮጵያ፡ ክልል ኣምሓራ (ኣካል ኢትዮጵያ ከምዘይኮነ)

ከምኡ'ውን ናብ ወያነ ዝቐንዐ ምኽኑ ተገሊጹ ነይሩ። ደድሕሪ'ቲ ድንጋገ፡ ወያነ ነቲ ንዕኡ እውን ከምዝምልከቶ ዝተገልጸ ናይ ኣመሪካ ድንጋገ ከምዝቕበሎ ዝገልጽ ዘገርም መግለጺ ምውጽኡ እውን ዝዝከር እዩ። ወያነ ነዚ መግለጺ'ዚ ዘውጽአ፡ ኣመሪካን መሻርኽታን ስሙ ኣብቲ ድንጋገ ዝጠቐስኦ ንይምስል ምኽኑ፡ ቀንዲ ዕላማ ናይ'ቲ ስጉምቲ ድማ፡ ንመንግስቲ ኤርትራ ብምቕጻዕ፡ ንመንግስቲ ኢትዮጵያ ኣብ ዘተ ክኣቱ ብምስግዳድ ንዕኡ ንምድሓን ምኽኑ ኣዳዕዲዑ ስለዝፈልጥ እዩ።

ኣብ ርእሲ'ዚ እገዳታት'ዚ ኣመሪካን መሻርኽታን፡ ኣብ ጀነቫ፡ ባይቶ ሰብኣዊ መሰላት ሕቡራት ሃገራት፡ ኣብ ልዕሊ ኤርትራን ኢትዮጵያን ክሲ ምግሃስ ሰብኣዊ መሰላትን ግፍዒታትን ብምቕራብ ተወሳኺ ጸቕጢ ንምፍጣር እውን ይሰርሓ ኣለዋ።

ኣብ ዝሓለፈ ሓደ ዓመት ዋጭዋጭታ ኣመሪካን መሻርኽታን ብዛዕባ ቅልውላው ትግራይ፡ ዓቐኑን ምድግጋሙን ንተዓዛቢ ኣገሪሙን ኣሰልኪዩን እዩ። ብጸቕጢ ኣመሪካን ሃገራት ኤውሮጳን ባይቶ ጸጥታ ጥራይ ልዕሊ 10 ግዜ ተኣኪቡ ኣሎ። ቀቅድሚ'ዚ ናይ ኣመሪካ ውሳነታት፡ ንዲፕሎማሲያዊ ምጉብዕባዕ ኣመሪካ ዘዳምቕ ውሳነ ፓርላማ ኤውሮጳ ተጋዊሑ ምንባሩ ኣይርሳዕን። ኣቐዲሙ እውን ሕብረት ኤውሮጳ፡ ኣብ ልዕሊ ሓላፊ ሃገራዊ ድሕነት ኤርትራ፡ ናይ መገሻ እገዳ ወሲኑ ነይሩ።

ጠቕነን ጸለመን "ተጣበቕቲ ሰብኣዊ መሰላት" ኢና ዝብላ ትካላት እውን ከም መራኹዲ ክሲታት ብጻዕቂ ክሰርሓሉ ጸኒሑ ኣሎ። እዚ ቅንብር'ዚ ዝበለየ ሜላ ብምኽኑ ኣየገርምን። እቲ ዘገርም ትሕዝቶ ናይ'ቲ ዝጋዋሕ መግለጺታት እዩ። ኣመሪካ ይኹን ፓርላማ ኤውሮጳ ብህጹጽን ብዘይ ቅድመ-ኩነትን ክትግበር ከቕርብዎ ዝጸንሑ እማመ፡ ኣቐዲሙ፡ ጃንዳ ወያነ፡ ነቲ ጀሆ ሒዙዎ ዘሎ ህዝቢ ትግራይ ክለቅቕ ዝደርደሮ ቅድመ-ኩነት እዩ። ከምዝለዎ ብኣመሪካ እናተቓልሐ፡ ብሕብረት ኤውሮጳ ክደጋገም ሓግዩን ከሪሙን፡ ኣብ መጨረሽታ ናብ'ዚ ውሳኔታት'ዚ ኣመሪሑ። ካብ ተሓታትነት ንምምላጥ ሚልዮናት ጀሆ ሒዙ፡ ንኽቢድ ስቓይን ሕሰምን ዘቃልዐ ሓደ ገበነኛ ጉጅለ ዘቕረቦ ቅድመ-ኩነት፡ ብልሳን ኣመሪካን ሕብረት ኤውሮጳን ቃና ከይቀየረ ክድገም ምስማዕን ኣብ ግብሪ ንምውዓሉ ዝተኻየደ ጸቕጢን እምበኣር፡ ዘሰደምም ጥራይ ዘይኮነ፡ ንኽብረት ናይዞም ዓበይቲ ሓይልታት እውን ዘዋረደ እዩ ነይሩ።

ከምዝፍለጥ ቅልውላው ትግራይ፡ ምህርቲ ናይ'ቲ ምዕራባውያን ብዋጋ ህዝቢታት ኢትዮጵያን ዘባናን፡ ስልጣን ሓደ ዓሌታዊ ኣናቕቲን ጉጅለ ከውሕሱ ን27 ዓመታት ዝተኸተልዎ ግጉይ ፖሊሲን ንዕንደራ ናይ'ቲ ጃንዳ ዝመጠውዎ ምወላን እዩ። ህዝቢ ትግራይ ድማ፡ ከም ካልኦት ህዝብታት ኢትዮጵያ፡ ግዳይ ናይ'ዚ ሓልዮት ህዝቢ ዘይብሉ ጨካን ፖሊሲ'ዚ እዩ ኮይኑ። ኣመሪካ ኮነ ሕብረት ኤውሮጳ፡ በዚ ወኪሎም ክኸውን ንነዊሕ ዝሓብሓብዎ ጉጅለ'ዚ፡ ኣብ ልዕሊ 100 ሚልዮን ህዝቢ ኢትዮጵያን ጎረባብቲ ህዝብታትን ዘውረድዎ ኣደራዕ ከይኣክል፡ ሕጂ'ውን ብጉልባብ ሰብኣውነት ሓደት ገበነኛታት ንምድሓን ዝዓለመ ጥብቅናኦም ዝገደደ ታሪኻዊ በደል!

እንተ ንኤርትራ ኣብ ጉዳይ ኢትዮጵያ እናጸንበርካ ምኽሳስን ምቕጻዕን፡ መቐጸልታ ናይቲ ን80 ዓመታት ዝቐጸለ ተጻብኦታት ኮይኑ፡ እዚ ተጻብኦታት'ዚ ፋይዳ ስለዘይረኸብሉ ፈጢሩዎ ዘሎ ጭንቀት ዘመልክት እምበር፡ ዝኾነ ሕጋውነትን ርትዓውነትን ዘለዎ ኣይኮነን። ነቲ ብድሕሪ'ዚ ሓድሽ ዝመስል ግን ከኣ ዝበለየ ተጻብኦ ዘሎ ጭንቀት ደጊምካ ምዝኻኻር ድማ ብሕልፊ ንመንእሰያት ሃገርና ኣገዳሲ እዩ፦

ኣመሪካን መሻርኽታን ምስ ግሎባዊ ስትራተጂኦን ተኣሳሲሩ፡ እገዳኦን ኣብ ልዕሊ ህዝቢ ኤርትራ ካብ 40ታት ዝሓለፈ ዘመን ዝጀመረ እዩ። ን80 ዓመታት ቀጺሉ፡ ዝተደልየ ውጽኢት ኣይተረኽቦን። ካብ እገዳ ሓሊፈን፡ ህዝቢ ኤርትራ ንሃገራዊ ናጽነት ኣብ ዝተቓለሰሉ 30 ዓመታት፡ ሰብኣዊ መሰሉን ክብረቱን ብገዚፍ ጉልበት ንምድሃኽ፡ ንኽደምቶም ስርዓታት ዘሰነቕዎ ዘይተኣደነ ፖለቲካዊን ወተሃደራዊን ፋይናንስያዊን ደገፍ፡ ክንዮ'ቲ እገዳ ዝኸፍኣ'ዩ ነይሩ። ህዝቢ ኤርትራ፡ ብሓያል ጽንዓትን ትብዓትን መሰሉ ብቕልጽሙ ምስ ጨበጠ እውን እንተኾነ፡ ምስ ምብቃዕ ዝሑል ኲናት ዝተሓንጸጸ ኣብ መልሕቓት ዝምርኮስ ስትራተጂ ሃገራዊ ድሕነት ኣመሪካ፡ ዳግም ንኤርትራ ግዳይ ክገብራ'ዩ ሃቒኑ።

ብውክልና ሓድሽ መልሕቕ ወተሃደራዊ ዕንደራ ሃቂናም - በርዒኑ። ድሕሪኡ ኣመሪካን መሻርኽታን ዝባኖም ቀሊዖም ከታሞም ዘንበርሉ ሰነድን ግዝኣተ-ሕጊን ረጊጾም፡ ብይን ኮምሽን ዶብ ከይትግበር ጀሆ ሒዞም፡ ኣብ 2009/2011 ምኽንያት ዘይብሉ እገዳታት ወሲኖም። ኤርትራ፡ ወፍሪን ፋይናንስያዊ ደገፍን ከይትረክብ ዓጊቶም፡ ኩሉ ዓይነት ናይ ምስይጣን ዘመተ ፈቲኖም። ህዝቢ ኤርትራ ግን ኣይተንበርከኸን።

ብመንጽር'ዚ ታሪኽ'ዚ፡ እዚ ናይ ሕጂ ውሳነታት፡ ፍሽለትን ተስዓርነትን ፖሊሲታት ኣመሪካ ካብ ምጉላሕ ሓሊፉ ፍሉይነት ዘለዎ ኣይኮነን። ፍሉይነቱ፡ ሕጊ-ኣልቦነት ኣመሪካን ሰብኣውነት ዝጉልባቡ ፖለቲካዊ ሽርሒ ምዕራባውያንን፡ ካብ ዝኾነ ግዜ ንላዕሊ ዕርቃኑ ኣብ ዝወጸሉ እዋን ዝቃላሕ ዘሎ ምኽኑ ጥራይ'ዩ።

# መንእሰይ

# ዋሕስ ሰላምን ድሕነትን

“ሰላም እንተደሊኻ ንውግእ ቅሩብ ኩን።”

“መሬት ኣማንዩ ኢልካ ብዘይድፋዕ ኣይሕደርን።”

እዚ፡ ሓቅነቱ ምስ ግዜ ዘይተለወጠ፡ ናይ ቀደም ብሂላት እዩ። ሰላም ዘውሕስ ድፋዕ ወትሩ ኣድላዪ ምዃኑ ዘዘኻኽር ድማ እዩ። ድፋዕ ክበሃል እንከሎ ኣብ መሬት ዝተኻዕተ ዕርዲን ካናሊታትን ማለት ኣይኮነን። ሰላም ዘውሕስ፡ ብቐንዱ ኩለንተናዊ ብቕዓት ሕብረተሰብ፡ ዝያዳ ኩሉ ድማ ዓቕሚን ክእለትን፡ ውዳበን ድልውነትን መንእሰይ ክፋል ሕብረተሰብ እዩ።

ሃገርና፡ ናጻን ልኡላውትን ሃገር ድሕሪ ምዃና፡ ኣብዚ ዝሓለፈ 30 ዓመታት፡ ዝሓለፈቶ ካልኣይ ተጋድሎ ምውሓስ ናጽነት ክብደቱ ርኢናዮ ኢና። ኣብዚ ሕጂ እዋን፡ ዞባና ዝርከቦ ኩነታት ድማ፡ ተወሳኺ ትምህርቲ ዝቕሰም እዩ።

ፖለቲካዊን ጸጥታዊን ኩነታት ቀርኒ ኣፍሪቃን ቀይሕ ባሕርን፡ ከምኡ’ውን እቲ ብቐረባ ዝጸልወና ዞባ ማእከላይ ምብራቕ ከመይ ኣሎ እንተድኣ ኢልና፡ ስእነት ሰላም ክሳብ ክንደይ መሪር ምዃኑ እዩ ዝጉልሕ። እልቢ ዘይብሉ ህይወት ዝቐዘፈን ዘመዛበለን ኩናት የመን፣ ውግእ ሓድሕድ ደቡብ-ሱዳንን ሶማልን፣ ኩናት ኤርትራን ኢትዮጵያን፣ እዚ ሕጂ ኣብ ትግራይን ካልእ ከባቢታት ኢትዮጵያን ዘሎ ኩናትን ግጭታትን፣ ከምኡ’ውን ኣብቲ ብቐረባ ዝጸልወና ዞባ ማእከላይ ምብራቕ ሊብያ፡ ሶርያ፡ ዒራቕ ወዘተ. ዝተኻየደ ኩናትን ዘኸተሎ ሰብኣዊ ህልቂትን፡ ከም ሳዕቤኑ ዝተኸስተ ከቢድ ቁጠባዊን ማሕበራዊን ዕንወት፡ ሕሰም፡ ድኽነትን ስደትን ብቐሊል ዝግመት ኣይኮነን።

ህዝቢ ኤርትራ፡ ዘተኣማምን ውሽጣዊ ጸጥታን ሰላምን ዘውሓሰ ህዝቢ እኳ እንተኾነ፡ በዚ ጎድቦኣዊ ኩነታት’ዚ፡ ብኸቢድ ተጸልዩን ተሃስዩን እዩ። ግዳማውያን ሓይልታት፡ ንወያነ ብምዕሳብ፡ ሰላም ህዝቢ ኤርትራ ንምዝራግ፡ ልኡላውነቱ ንምድፋር፡ ውሽጣዊ ሓድነቱ ንምዝራግ፡ ቁጠባዊ ዕብየቱን ልምዓቱን ንምሕናቕ፡ ብዝተራቐቐ መርበባት ፍልሰት፡ ኣእምሮን ጉልበትን ዜጋታቱ ንምጽንቃቕ፡ ከካይድዎ ዝጸንሑ ዘየቋርጽ ተጻብኦታትን ሸርሒታትን ጸብጺብካ ኣይውዳእን። ኣብዚ ሕጂ እዋን ከኣ፡ ምስ ግጭት ትግራይ ኣተኣሳሲሮም ሓያል ጸቕጢን ምጉብዕባዕን ሰፊሕ ናይ ምስይጣን ዘመተን ተተሓሒዞም ኣለዉ።

የግዳስ ኩሉ’ዚ ተጻብኦታት’ዚ ምስናይ ብዝሓሑን ዓይነቱን ከም ባህጊ ሃንደስቱ ኣይተዓወተን። ከቢድ ሃስያ የውርድ



እምበር ዕላማኡ ኣይወቐዐን። ስለምንታይ? እንተድኣ ኢልና መልሱ ንጹር እዩ። ህዝቢ ኤርትራ፡ ሳላ'ቲ ብዙሓት ክውንንዎ ዘይክኣሉ ፖለቲካዊ ብቕዓቱ፡ ኣብ ነዊሕን መሪርን ሓርነታዊ ቃልሱ ዘማዕበሎ ውዳበ፡ ዝነደቖ ሓድነት፡ ዘማዕበሎ ናይ መኸተ ያታን፡ ኣብዚ ዝሓለፈ 30 ዓመታት ኣብ መንእሰያቱ ዝኾስኮሶ ንቕሓት፡ ውዳበን ወተሃደራዊ ብቕዓትን፡ ንኹሉ ዝተኣልመ ውዲታትን ሽርሒታትን ኣምኪንዎ እዩ። ንግዳማዊ ሽርሒን ተጻብኦን ነቓዕ ስለዘይከፈተ፡ ዕጥቁን ድልውነቱን ስለዘየዝለቐ ድማ፡ ሰላሙን ድሕነቱን ብብቕዓት ከውሕስ በቒዑ ኣሎ።

ካብ ዝሓለፈ ተሞኩሮና ከምዝተመሃርናዮ፡ ታሪኻውያን ተጻባእቲ ሕጂ'ውን ቡቲ ህዝቢ ኤርትራ ከረጋግጾ ክኢሉ ዘሎ ውሽጣዊ ሰላምን ርግኣትን፡ ብዓቕሙ ውሑስን ሰላማዊን ጎደቦ ንምፍጣር ዝገበሮ ዘሎ ምቕሉል ኣበርክቶ ሕጉሳት ክኾኑ ኣይሕሰብን እዩ። ስለዚ ድማ፡ ተጻብኦታቶም ብዝተፈላለየ መልክዓት ክቕጽል ምኳኑ ኣየማትእን። መንእሰይ ኤርትራ እምበኣር፡ ከም መሪሕን ዋልታን ሕብረተሰብ መጠን፡ ነዚ ኩነታት'ዚ ብዕምቈት ብምግንዛብ፡ ዛጊት ሰላምናን ድሕነትናን ብብቕዓት ከነውሕስ ዘኽኣለና ብልጫታት ኣጽኒዑ ብምሓዝን ዝያዳ ብምሕያልን፡ ካብኡ ዝሕተት መድረኻዊ ተልእኾኡ ብብቕዓት ንምፍጻም ፖለቲካዊ ንቕሓቱን ትኩርነቱን ጥራይ ዘይኮነ ወተሃደራዊ ብቕዓቱን ድልውነቱን እውን ወትሩ ምሕያል ከድልዮ'ዩ።

ህዝቢ ኤርትራ፡ ብመሪርን ነዊሕን ሓርነታዊ ኩናት ሓሊፉ ናጽነት ድሕሪ ምርግጋጹ ዝጸበዮ ዝነበረ ዓቢ ዕማም፡ ነቲ ብረዚን መስዋእቲ ዝተረኸበ ናጽነትን ልኡላውነትን ምውሓስን ምድልዳልን፡ ብኩናት ዝዓነወ ሃገር ዳግም ብምህናጽን ብምምዕባልን ሃገራዊ ራእይ ክውን ምግባር'ዩ ነይሩ። እዚ ራእይን ዕላማን'ዚ ብግብሪ ክረጋገጽ ግን፡ ሰላምን ድሕነትን ሃገር ምውሓስን ንህንጸት ሃገር ዘገልግል ኩለንተናዊ ብቕዓት ምህናጽን ይሓትት ነይሩ። ተረካቢ ሕድሪ መንእሰይ፡ ነዚ ከቢድ ዕማም'ዚ ዝበቅዕ ንቕሓትን ኩለንተናዊ ብቕዓትን ከጥሪ ከኣ፡ ምኹስኳስ መንእሰያት ከም ወሳኒ ሃገራዊ ዕማም ብስፍሓት ተሰሪሑሉ።

ነዚ ወሳኒ ዕማም'ዚ ንምትግባር ካብ ዝተሓንጸጹ መደባት ሓደ፡ ሃገራዊ ኣገልግሎት እዩ ነይሩ። ዕላማታት ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ "ህዝባዊ መሰረት ዘለዎ ኣድማዒ ሓይሊ ምክልኻል ምቛም፣ ኣብ ሓርነታዊ ቃልሲ ዝተኾስኮሰ ባህልን ክብርታትን ዓቂቡካ ንተረካቢ ትውልዲ ምውራስ፣ ፈታው ስራሕ፡ ብዲሲፕሊን ዝተሃንጸ ሓዲሽ ትውልዲ ምፍራይ፣ ጺጋ ሰብ ብዝተወደበን ዝሰልጠነን መገዲ፡ ኣብ ልምዓታዊ ስርሓት ብምውፋር ቁጠባ ሃገር ምምዕባል፣ ሓድነት ኣብ ሃገራውነት እናኾስኮሰካ፡ ትሕተ ሃገራዊ ስምዒታት ብምጥፋእ፡ ልዑል ሃገራዊ ወህደት ምርግጋጽ" እዩ።

ኤርትራ፡ ኣብዚ ብስእነት ሰላምን ውሽጣዊ ስኒትን ዝሕመስ ዘሎ ዞባ፡ ሰላማን ጸጥታኣን ኣውሒሳ ከቢድ ናይ ግዳም ተጻብኦታትን ሽርሒታትን መኪታ እናሰዓረት ክትምርሽ ዘኽኣላ ብልጫ እምበኣር፡ እዚ ብመደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ዝተኾስኮሰ ብቕዓትን ሃገራዊ ጥምረትን እዩ። ኩሎም መንእሰያት ደቂተባዕትዮን ደቀንስትዮን ኤርትራ፡ ብመደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ሓሊፎም፡ ወተሃደራዊ፡ ኣካዳሚያዊን ሞያዊን ስልጠናታት ቀሲሞም ናብ ስራሕ ዓለም ዝዋፈሩ ምኳኖም፡ ንኹሉ ድሕረታት ዝሰገረ ሰፊሕን ምዕቡልን ሃገራዊ ኣተሓሳስባ ክህልዎም ኣብ ርእሲ ምሕጋዙ፡ ሃገር ኣብ ዝኾነ እዋን ሰላማን ድሕነታን ዘውሕስ ወተሃደራዊ ብቕዓት ክህልዋ ኣኽኢሉ እዩ።

"ሰላም እንተደለኻ ንውግእ ቅሩብ ኩን" ዝብል መግለጺ እምበኣር፡ ኣብ ኤርትራ ውጽኢቱ ብግብሪ ተራእዩ እዩ። መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ክእወጅ እንከሎ፡ ኣብ መንጎ ኤርትራን ኢትዮጵያን ናይ ኩናት ኣንፈት ወይ ናይ ተጻብኦ ሃዋህው ኣይነበረን። ዝዓበየ ኣተኩሮ መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ናብ ዳግመ ህንጻ ሃገርን ምኹስኳስ ሓባራዊ ባህሊን ስርዓት-ክብሪን ዝቐንዐ'ዩ ነይሩ። የግዳስ፡ ወያነ ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ብሃንደበት ወራር ምስ ኣወጀ፡ ሳዋ ዝመልመሎቶም ተረከብቲ ሕድሪ መንእሰያት ዋርሳይ፡ ብልዑል ጅግንነትን ሃገራውነትን፡ ነቲ ብገዚፍ ፋይናንስያዊ ንዋታዊን ስለያዊን ደገፍ ዓበይቲ ሓይልታት፡ ሃገርነት ኤርትራ ንምሕካኽ ዘንቀደ መጠነ ሰፊሕ ወራር ብምሕምሻሽ ልኡላውነት ሃገር ኣብ ምውሓስ ወሳኒ ግደ ኣበርኪቶም።

ካብ 1998 ጀሚሩ ክሳብ ሕጂ ዝቕጽል ዘሎ እልቢ ዘይብሉ ተጻብኦታት ብጽንዓት ብምምካን፡ ብዓወት ክንወጽእ ዘኽኣለና እምበኣር፡ ብቕዓት መንእሰያት ኤርትራ እዩ። መንእሰያት ኤርትራ ጎድኒ ጎድኒ መኸተ ዝካየድ ዝነበረ መሰረታት ልምዓት ናይ ምንጻፍን ምውዳድን ዳግመ ህንጻዊ ስርሓት፡ ውልቃዊ ረብሓ ድሕሪ ሃገር ብምስራዕ፡ ፍልጠቶም፡ ክእለቶምን ጉልበቶምን ብዘይግብበዝና እናወፈዩ ብዙሕ ስርሓት ዓሚሞምን ገና ንህንጸት ብልጽግቲ ሃገር ብትግሃት ዝሰርሑን ዘለዉ እዮም።

መንግስቲ ኤርትራ፡ መርሓ ልምዓታዊ ስትራተጂ ገይሩ፡ ኣብ ሃገራዊ ቻርተር ካብ ዘስፈሮም ዓበይቲ ዕላማታት ሓደ፡ "ምርግጋጽ ወሳኒ ግደ ሰብ" እዩ። ካብዚ ሃገራዊ ዕላማ'ዚ ብምብጋስ ድማ እዩ፡ ንሃነጽቲ ሃገር መንእሰያት ብኣእምሮን ኣካልን ናይ ምኹስኳስ ሓላፍነት ተሰኪሙ፡ ገዚፍ ወፍሪ ዘፍሰሰን ሓያል ጻዕሪ ዘካይድን። ትጽቢታዊ ውጽኢት ናይዚ ወፍሪ'ዚ፡ ተካኢ ወለዶ፡ ፍልጠት፡ ሞያን ዲሲፕሊንን ዓጢቑ፡ መጻኢኡ ብብቕዓት እናቐለሰ፡ ብስርሑን ፍልጠቱን ምዕብልቲ ሃገር ሃኒጹ፡ ማዕረ ዓለሙ ተሰሪዑ፡ ስልጡን ህይወት ንኽመርሕ እዩ። ብርግጽ ድማ፡ ቀንዲ ምስጢር ምዕባለን ብልጽግናን፡ ፍልጠት፡ ሞያ ከምኡ'ውን ንዓቕምኻ ብዕጽፍታት ዘራብሕ ንቕሓት፡ ውዳበ፡ ክብርታትን ዲሲፕሊንን እዩ። መንእሰይ ኤርትራ ከኣ፡ ኣብ ሳዋን ካልኦት ማእከላት ስልጠናን ብዝቐሰሞ ዘሎ፡ ኣካዳምያዊ፡ ሞያዊን ወተሃደራዊን ስልጠናታት፡ ነቲ ቀንዲ መርሖ ምዕባለን ብልጽግናን ክጭብጦ በቒዑ ኣሎ። ሞንስ፡ ክብሪን ምስጋናን ነቲ ዋሕስ ሰላምን ድሕነትን ምዕባለን! ነቲ ወራሲ ብሉጽ ክብርታት ሓበን ህዝቡን ሃገሩን ኤርትራዊ መንእሰይ!

# መን ጸንበለል በለ
# መንከ ጠሓለ?

ሳምሶም ብርሃነ

ገለ ስትራተጂ ምክልኻል ይፈልጡ'ዮም ዝበልናዮምን ገለ ናይ ምክልኻል እንዶ ዘይነበሮምን ደፋራት ንስትራተጂ ሃገራዊ ኣገልግሎት ኤርትራ ካብ እግሪ ተኸሉ ኪቃወሙዎ ርኢና። ዓወት ናይ'ቲ ስትራተጂ ኣብ ልዕሊ ወራሪ ስርዓት ወያነ – 1998-2000 – ምስ ተመስከረ፡ ኣብ ኣረኣእያኦም ዳግመ-ግምት ክገብሩ ተጸቢና። ኣይገበሩን። ብኣንጻሩ'ኳ ደኣ ከብዶም ዝሃገሮም ዜጋታት ወሲኾም፡ ምጽላምን ምድዋንን ሃገራዊ ኣገልግሎትን ሳዋን ካብ ወያነ ዶላር ዝሸምጥጡሉ ሸቕለት ክገብሩዎ ተዓዚብና። ንሳዋን ሃገራዊ ኣገልግሎትን፡ ክንእፈፎምን ክንሃድመሎምን፡ ቀለም-ቀመሳት፡ ድኹናት ሰብኣዊ መሰላትን ዲፕሎማሰኛታት እገዳን ኣኸቲቶም ኣብ ነዊሕ ጉዕዞ ኣእትዮምና። እንተኾነ፡ ሳዋን ሃገራዊ ኣገልግሎትን፡ ኣብቲ ርቡጽ ባሕሪ፡ ማዕበል ከይገፈዖም፡ ስሕበት ድማ ከየስጠሞም መልሕቖም ዘርጊሖም ኣብታ ሰላማዊት ወደብ ኣዕሪፎም ኣለዉ።

ሃገርና ምግልጋልናን ምክልኻልናን ሓይልዎም መስለኒ፡ ብዘይ ተኸሲ ክማርኹና ጸቕጥን ጸውዒትን ገይሮም ናብ ስደት ዓዲሞሙና። ንዜጋታትና፡ ንከም ሶማልያ፡ ዒራቕ፡ ሶርያ፡ ሊብያ፡ ወዘተ. ዝኣመሰላ ዝወደቓ ሃገራት ዘይወሃብ ሓለፋታት ስደት ክህቡ ቃል ኣትዮም። መዓስከራት ስደተኛታት ኣብ ጐዶቦና ጫጪሖም። ሃዳምነት ንምቕንጃው ሕብረተሰብ ዝፈረዮምን ባይታ ዘጣጥሓሎምን ጥበበኛታት፡ ስፖርተኛታትን ሰበ-ስልጣንን ባንዴራ ሰማእታት ተሓንጊጦም ንኽሃድሙ ቀይሕ ምንጻፍ ኣንጺፎምሎም። ኣብ መጻወድያኦም ንዝወዓሉ ድማ 'እገለ ኢዱ ሂቡ፡ እገሊት ኣምሊጣ' ዝብል ኣብ ልዕሊ'ቶም ዜጋታት ዝኑበር ስምብራት ኣጥቢቖምሎም።

ንኣሰጋገርቲ ደቂ-ሰብ ከም 'ተጣበቕቲ መሰላት' ኣጠሚቖም ናብ ሰሃራ፡ ሲናይን ማእከላይ ባሕርን ከነምርሕ ሓቢሮምና። እቲ 19,000 ጀጋኑ ኣብ ወራር ክንከፍል፡ ብሰሪ ወራር ልዕሊ 600,000 ዜጋታትና ክፈናቐሉ፡ ካልኦት ኣስታት 80,000 ኣብ ኢትዮጵያ ካብ ዝደኮንዎ ቤቶም ተራሲዮም ክስጐጉ ከለዉ ድምጾም ዘህጠሙ ክንደይ ከም ዝነበሩ ንፈልጥ። መኸተና ሓይልዎም ግድስ መጻወድያ ወራር ተርቢዕና ምስ ወጻእና 'ሞትኩም፡ ጠፋእኩም፡ ጠሓልኩም፡ ብፍርቂ ባንዴራ ሓዘንናልኩም' ዝብሉ ሓረጋት መውጽኢ ኣፎም ገይሮሞ። እወ፡ በዚሕናዮም ግድስ ብእገዳ ደፊኦም፡ ሞትና ብንብዓት ሓርገጽ ጸምቢሎም ብስደት



ክጽንቅቑና ክንደይ ርሂጾም። እቶም ትማል ክንደይ ዋጋ ዘኽፈሉና ሎሚ ኣበይ ኣለዉ ኣይንፈልጥን፡ ንሕና ኣበይ ከም ዘለና ግን ዘይፈልጥ የለን።

ኣብ በረድ ዝተጻሕፈ ታሪኽ እንውንን ስለ ዝመሰሎምዮም መስለኒ፡ ታሪኽና ብምብራዝ ክፍንጥሑና ህርድግ ኢሎም። ያኢይ መቐንጀውቲ ገድሊ ኴንናስ 'ብቐደሙ ገድሊ እንታይ ኣድለየ' ዝብሉ ቀለም-ቀመሳት መርበባት ሓበሬታ ጐቢኡዎ። ኣብ ሕዛእቲ ወያነ ዝተኣስሩ ከብዶም ዝሃገሮም ሰባት፡ ንተጋደልትና፡ ሰማእታትናን ኣርማታትናን ክደፍሩ ርኢና። ገለ ሰብ ቀረባ ልብን ገርህታትን ከኣ ሚዛን ሓይሊ ዝተቐልበሰ መሲልዎም ድሕሪ ዝተፈላለዩ ወርቃውያን ሓረጋት ተሓቢኦም ትርኪ-ምርኪ ፖለቲካ ኣርእዮምና። ነታ ነዋሕ መንገዲ እቲ ዝኸእላ ህዝብን ውድብን ከይዱዋ፡ ክብሪ ገድልና ኮሊዑ፡ ምስሊ ተጋደልትናን ሰማእታትናን ኣድሚቑ፡ ሰንደቕና ኣብ ብራኸ ኣንበልቢሉዋ'ሎ። እቶም 'ምቕንጃው ገድሊ' ዶ ገለ ዝብሉ ዝነበሩ ከም ማስቲካ በልዮም ተተፊኦም ኣለዉ – "ኣካ ረኣናዮም ተጠሊያም ከእውዩ" ድዩ ዝበለ ወዲ ትኹል።

ከም ተመን ኣብ ርእሶም እንተ ሃረምናዮም'ዮም ዝዓርፉ ግዲ ኢሎምስ ኣብ ልዕሊ ፕረዚደንትና፡ ስቪላውያንን ወተሃደራውያንን መራሕትና መጻሕፍቲ ምዕራብ (መደብ ሶሮስ) ዝመወከሲኡ ናይ ምድዋንን ምስይጣንን ዘሙተ ፈንዮም። ኣብ በበይኑ ፈታኒ መድረኽ፡ ውጥን ጀነራላት ኣመሪካን ሕብረት ሶቬትን ኣብ ሜዳ ኤርትራ ንዘበርዓኑ፡ ከምኡ'ውን ክሳብ 'ኣራት ኪሎ' ኣዲስ-ኣበባ፡ ዝፍንቅል ወፍሪ ኣዐዊቶም ኣሰላልፋ ፖለቲካ ቀርኒ ኣፍሪቃ ንዘቐየሩ ኣርካናት ገድሊ ናብ ደረጃ ኮንቶ ከውርዱ ዘይፈንቀልዎ እምኒ ኣይነበሮምን። ክሳዕ እተን ቀንዲ ዝበሃላ ማዕከናት ዜና (መይን ስትሪም ሜድያ)፡ ዘይመንግስታውያን ወድባትን 'ተጣበቕቲ መሰላት'ን ኣውፊሮም መሬት ክዕብልኹ ውቅያኖስ ድማ ከንቀላውጡ ፈቲኖም።

"ውሕጅ እናሰገርካ ፈረስ ኣይትቕይር" ከም ዝምስሎ ሓደ ዓርከይ፡ ህዝቢ ኤርትራ ኮነ መራሕቱ ፈረስ ኣይቀየሩን። ኮነ ድማ፡ እቶም ክሳዕ 'መጋባእያ ሰንዓ' ኢሎም ዝተንኮሉ ሓደ ድሕሪ ሓደ ክዓርቡ እንከለዉ፡ ህዝቢ ኤርትራን ኣርካናቱን ብዓንተር ሓድሽ ወለዶ ማማሚቖም ሰፈፍ ኢሎም ኣለዉ። ግድን ከኣ ኣብ ኩሉ መዳይ ብግብሪ ብዘመስከረ ወለዶ ገድሊ ድሕሪ ናጽነት እናተመርሐ ኣብ ጐደና ብልጽግና ክቕጽሉ'ዮም።

እዚ ኹሉ ተንኮል፡ ርሃጽ፡ ገንዘብን ጥይትን ዝኸተተ ንሓደ ዕላማ'ዩ ነይሩ – ምቕልባስ ናጽነት ኤርትራ። ዕላማ ኩሎም እቶም ንሳዋን ሃገራዊ ኣገልግሎትን ዘጥቀዑ፡ ፍልሰት መንእሰያት ዝሰበኹን ዘዋደዱን፡ ታሪኽ ገድሊ ብምድዋን ዕርቃን ታሪኽ ክፈጥሩ ዝጸዓሩ፡ ከምኡ'ውን መራሕቲ'ዛ ሃገር ከሰይጥኑ ዝረሃጹ ሓደ'ዩ ነይሩ።

ቀዳማይ ሚኒስተር ኢትዮጵያ ነበር መለስ ዜናዊ፡ "ንኤርትራ ዘይርሳዕ ትምህርቲ ክንህባ ኢና፡ ኲናት ምስ ጀመርና ኣበይ ደው ከም እንብል ኣይንፈልጥን" ክብል እንከሎ፡ ሕ.መ. ኣመሪካ ውዕል ኣልጀርስ ንምቕልባስ ጀንዳይ ፍሬዘር ዝተባህለት ልእኽቲ ክትመዝዝ እንከላ፡ ሕቡራት ሃገራት ብተመሳሳሊ ኣክሲዎርዚ ዝተባህለ ሰብ ክመዝዝ እንከሎ፡ ባይቶ ጸጥታ ው.ሕ.ሃ ክልተ (2009፡ 2011) ዘይምኽኑይ እገዳታት ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ክሕልፍ እንከሎ፡ ቤት ምኽሪ ሰብኣዊ መሰላት ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ፍልይቲ/ ፍሉይ ጸብጻቢ/ት፡ ቀጺሉ ድማ ነውራም ክሲ ክምስርት እንከሎ፡ ንኤርትራ ምስ ሶማልያ ኣጣሚሩ ዝከታተልን ዝጽብጽብን ኣገራሚ ኣካል ክቖውም እንከሎ፡... ዕላማኦም ምቕልባስ ናጽነት ኤርትራ ጥራይ'ዩ ነይሩ።

"ጻላኢ ዓሻ'ዩ" ድዩ ዝበለ ጀነራል ገረዝጊሄር ዓንደማርያም (ውጬ)። ጽቡቕ ኣጋጣሚ ኰይኑ ኣብ ሓያል ጐድኒ ህዝብን መንግስትን ኤርትራ እዮም ሃሪሞም። ንሓድነቱ ምስ ፈተኑ ነቲ ሓርበኛ ኣቦና ሼኽ ኢብራሂም ሱልጣን "ሓደ ኾኑ" ዝበሎ ለበዋ ኮሊያሞ፡ ብዓርሞሽሽ ሓይሊ ምስ መጽኡ ንስትራተጅያዊ ምዝላቕ 1978 ብዘዘኻኽር መንገዲ፡ ንጻላኢ ኣብ መሬቶም ኣእትዮም ኣቕኒርዮሞ፡ ኣብ ዝተናውሐ ኣይሰላም ኣይኲናት ምስ ሸመምዎ፡ ነቲ ጀነራል ስብሓት ኤፍረም፡ "እናተጻመምካ ምጽማም" ዝበሎ ኣምር ኣድሚቖሞ፡ ...ክንደይ'ሞ... እንታይ'ሞ።

ብጥቕልሉ፡ ኣብ ሓይሊ ህዝቢ ኤርትራ ስለ ዝሃረሙ፡ ኤርትራ ከውሒ ኾይና ጠጠው ክትብል እንከላ፡ ሙብዛሕትኦም ብርጭቆ ኾይኖም ተሓምሺሾም ኣለዉ።

ሕርያ ኤርትራ ሓቢርካ ጸንበለል ምባል'ኳ እንተ ነበረ፡ ዓያሹ መባእስቲ ግን ኣብ ኰነተ 'ንስኻ ወይ ኣነ' ኣንቢሮሙና። ኤርትራን ኤርትራውነትን ኣለዉን ክነብሩን'ዮም፡ ሓቢርካ ጸንበለል ንምባል ድማ ክሰርሑ'ዮም።

ኤርትራ ትበልጽግ!





# ጉዳይ ሓበሬታ ኣዛራቢ ኣርእስቲ

ከምዝፍለጥ፡ ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን፡ ልክዕ ከም ኣብ ቁጠባ ኣብ ማዕከናት ዜና እውን ምዕሩይ ዕድላት የለን። ማዕረ ማዕረ'ቲ ጸጋታት ዓለም ንምቁጽጻር ዝካየድ ህድግለነ ዘይብሉ ዓመጻት፡ ነተን ቀንዲ ምንጪ ሓበሬታ ዝኾና ማዕከናት ዜናን መርበባት ሓበሬታን ንምብሓት ካብ ነዊሕ ኣትሒዙ ብዝተሃንደሰ ሜላ፡ ማዕከናት ዜና ዓለም፡ ብፍላይ ማዕከናት ዜና ምዕራባዊ ዓለም ብዓበይቲ ትካላትን ኩባንያታትን ሰብ ፍሉይ ረብሓ ተባሒተን፡ ንጸቢብ ረብሓታት ወነንተን ኣብ ምግልጋል እየን ዝርከባ።

እዚ ኩነተ ብሕትውና'ዚ፡ ሞያን ስነ-ምግባርን ጋዜጠኝነት ባሕጉጉ ንሚድያታት ናብ ፖለቲካዊ መጋበርያ ቀይሩወን እዩ። ዓለማዊ ሜድያ ብዓብላልነት ዝተቈጻጸሩ ዓበይቲ ሓይልታት ዓለምና፡ ሓቂ ቀይዶም፡ ንፍጻመታት ብመንጽር ረብሓታቶም ቃንዮምን ጠምዚዞምን ይዝርግሕዎ ብምህላዎም ድማ፡ ህዝቢ ዓለም ሓቀኛ ሓበሬታ ናይ ምርካብ መሰረታዊ ሰብኣዊ መሰሉ ተነፊጉ፡ ወነንቲ ሜድያ ከሺኖም ዝሃብዎ፡ ንጸቢብ ረብሓታቶም ዘገልግል ሓበሬታ ጥራይ እናነሰመ ክነብር ተፈሪዱ ኣሎ። በዚ ድማ እቲ ሓቅነት፣ ውድዓውነት፣ ሚዛናውነት ዝበሃል ዜናዊ ስነምግባር ኣብ መምሃሪ መጽሓፍቲ ጋዜጠኝነት ጥራይ ሰፊሩ ዝርከብ መትከላት



እዩ እንተተባህለ ካብ ሓቂ ዝረሓቐ ኣይኮነን።

ኣብ ዝሓለፈ ሓደ ዓመት፡ ዝሰማዕናዮን ዝርኣናዮን ነዚ ሓቂ'ዚ ጽቡቕ ገይሩ ኣቃሊዕዎ እዩ። ምስ ፍሽለት ግጉይ ፖሊሲታት ኣመሪካን ሰዓብታን ኣብ ዞባናን ኣብ ኢትዮጵያ ዝፈጠሮ ከቢድ ነውጺን ሰብኣዊ ቅልውላውን ተኣሳሲሩ፡ እንታይነት ናይ`ተን ዓበይቲን ፍሉጣትን መራኸቢ ብዙሓን ዓለምና፡ ኣውራ ሚድያታት ምዕራብ ዕርቃኑ ወጺኡ እዩ።

ማዕከናት ዜና ምዕራባዊ ዓለም፡ ዝባነን ቀሊዐን ካብ ሞያን ስነ-ምግባርን ጋዜጠኝነት ፈሊሰን፡ ነቲ ወያነ ኣብ ልዕሊ ሰራዊት ኢትዮጵያ ዝፈጸሞ ኣነዋሪ ተግባር ብምጉልባብ፡ ንጠንቂን ኣመዓባብላን ግጭት ትግራይ ዘይመልክዑ ብምሃብ፡ ኣብ ልዕሊ መንግስታትን ሰራዊትን ኤርትራን ኢትዮጵያን ዘካየድዎ እልቢ ዘይብሉ ናይ ሓሶት ጠቐነን ናይ ምስይጣን ዘመተን መርኣያ ናይ`ዚ ዕርቃኑ ዝወጸ ሓቅታት ናይ ምጥምዛዝ ውሁድ ኣሰራርሓ እዩ።

ርግጽ እዩ፡ ብቐጻሊ ሓቂ ቀይዱ ክሕዝ ዝኽእል መቕሕ የለን። ውዒሉ ሓዲሩ ሓቂ ክፍለጥ፣ ሓሳዊ ክቃላዕ ግድን እዩ። ስለዚ ድማ እዩ፣ "ሓሳዊን ስንቂን እናሓደረ ይፈኩስ" ተባሂሉ እተመሰለ። እንተኾነ "ኩሉ ይሓልፍ ክሳብ ዝሓልፍ ግን ትንፋስ ሰብ የሕልፍ" ከምዝበሃል፡ ሓሶት፡ ጠቐነን ጸለመን፡ ካልእ ናይ ምስይጣን ዘመተን ንግዜኡ ክፈጥሮ ዝኽእል ምድንጋርን ሃውጺን ኣቃሊልካ ዝርአ ኣይኮነን። ስለዚ ድማ እዩ፡ እዋናዊ ሓበሬታ ኣብ ግዜኡ ምሃብ ኣዝዩ ተደላዪ ዝኾነውን።

ብዙሕ ግዜ፡ ናይ ሓበሬታ ጸገም ከምዘለና ይዝረበሉ እዩ። መንግስቲ ስለምንታይ'ዩ ንእዋናዊ ኵነታት ዝምልከት ሓበሬታ ቀልጢፉ ዘይህብ እናተባህለ ካብ ነዊሕ ኣትሒዙ ክሕመ ጸኒሑ ኣሎ። 'ሓበሬታ ናይ ምሃብ' ባህሊ ኣይጸንሓናን፡ ወይ ዓቕሚ የብልናን ክንብል ኣይንኽእልን። ኣብ እዋን ሓርነታዊ ቃልሲ፡ ሓደ ካብ ዓበይቲ ብልጫታት ውድብ ህዝባዊ ግንባር፡ እቲ ብድምጺ ሓፋሽን ካልእ መዘርግሒ ኣገባባትን (ጽሑፋት፡ ኣኼባታት፡ ሰሚናራት ወዘተ.) ናብ ህዝቢን ተጋደልቲን ዝመሓላለፍ ዝነበረ ሓቀኛን እዋናዊን ሓበሬታ እዩ። ብፍላይ ድምጺ ሓፋሽ ካልኣይቲ



ዝናር ዕጥቃዊ ቃልስና ኮይና፡ ንህዝብና ዕለታዊ ሓበሬታ እናመገበት፡ ሓቦ፡ ተስፋን ሞራልን እናሰነቐት፡ ኣብ ምዕዋት ሓርነታዊ ቃልሲ ዘተጻወተቶ ተራ ብቐሊል ዝርአ ኣይኮነን።

ድሕሪ ናጽነት ግን ኩነታት ተቐያይሩ። ምስ ሓድሽ ምዕራፍ ድማ፡ ናይ ሚድያ ዕላማታትን ዕማምን ክቕየር ግድን እዩ። በዚ ምኽንያት፡ ተራ ማዕከናት ዜናና ናብ'ቲ መድረኻዊ ዕማም ማለት ናብ ልምዓትን ዳግመ ህንጸትን ሃገር ቀኒዑ። እንተኾነ ኣብ 1998 ከይሓሰብናዮ ብውክልና ስርዓት ወያነ ኲናት ተኣዊጁልና። እቲ ኲናት ንደልዮ ስለዘይነበርና፡ ኣብቲ ፈለማ ብሚድያ ካብ ምጉህሃሩን ምርስሳኡን ክንቁጠብ መሪጽና። ኲናት ግን፡ ንሕና ጥራይ ስለዘይደለናዮ፡ ኤርትራ ሓላፍነት ናይ ክልቲኡ ህዝብታት ተሰሚዕዋ ከተተሃዳድእ እንተፈተነት እውን ደው ክብል ዝኽእል ኣይነበረን።

ምስ'ዚ ናይ ኲናት ሃዋህው ተኣሳሲሩ፡ እቲ ናይ ቀደም ሓበሬታ ናይ ምትሕልላፍ ዓቕምናን ብቕዓትናን ናብ ቦታኡ ክምለስ ትጽቢት ዝግበረሉ እዩ ነይሩ። ክምቲ ዝድለ ግን ክምለስ ኣይከኣለን። ሓደ ካብቲ ምኽንያታት፡ ምዕራባውያን መንግስታት ብመገዲ ማዕከናት ዜናኦም፡ ንኤርትራ ክም ወራሪትን ዓማጺትን ንምቕራብ ዘካይድዎ ዝነበሩ ጽዑቕ ዘመተ እዩ። ንሕና ድማ “ወረርቲ” ክይንብሃል፡ ደለይቲ ሰላምን ፍትሒን ምዃንና ንምርግጋጽ፡ ብዝተኻእለ መጠን ኣብ ዜናዊ ስራሓት፡ ቅጡባትን ጥንቁቓትን ክንከውን ተገዲድና። ብዛዕባ'ቲ ኲናት ክም ድላይና ከይንዛረብን ከይነንሳጒስን፡ እቲ ኣብ ልዕልና ዝነበረ ፖለቲካውን ዲፕሎማስያዊን ጸቕጢ ሓኒቑ ሒዙና። ብኣንጻሩ ናይ ወያነ ናይ ሓሶት ሚድያ ድምጹ በሪኹ፡ ምስ ካልኦት ተሓባበርቲ ማዕከናት ዜና ዓለም ሰሚሩ፡ ኣብ ምውንጃልናን ምጽላምናን ብዙሕ ሰሪሑ። የግዳስ ብቐጺሊ ሓቂ ቀይድካ ምኻድ ስለዘይከኣል፡ እቲ ወራር ተሓምሺሹ፡ ንወራር መመኽነይታ ዝኾነ ጉዳይ ዶብ ኣብ ቤት ፍርዲ ምስ ቀረበ፡ ኤርትራ ሓቀኛ፡ ወያነ ዓማጺ ምንባሩ ተቓሊዑ። ክሳብ ሓቂ ትወጽእ ዝነበረ ግዜ ግን ናይ ብሓቂ ዓቕሊ ዝፈታተን እዩ ነይሩ ክበሃል ይከኣል።

ኣብ'ዚ ዝሓለፈ ሓደ ዓመት እውን፡ ምስ'ቲ ኣብ ክልል ትግራይ ኢትዮጵያ ዝተኸስተ ወጥሪን ግጭትን ተኣሳሲሩ፡ ብወገንና ዝነበረ ናይ ዜናን ሓበሬታን ሃጓፍ ብዙሕ ኣዛሪቡ እዩ። ናትና ምጽቃጥን ናይ ዓበይቲ ማዕከናት ዜና ዓለም ውሁድ ጸለመን ጠቕነን፡ ረባሺ ኩነታት ፈጢሩ እዩ። ብሓቂ ድማ፡ እቲ ኩነታት ብቐረባ ዝጸልወና ምስ ምዃኑ፡ ኣብ ህዝብና ከምዚ ዓይነት ስምዒት ክፈጥር ባህርያዊ እዩ።

እንተኾነ፡ ኣብዚ ናይ ሕጂ ኩነታት እውን፡ ንማዕከናት ዜናና ዝደረቶ ብዙሕ ጉዳያት ነይሩ እዩ። ምስቲ ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ካብ ነዊሕ ኣትሒዙ ዝጸንሐ ተጻብኦ ሃገራት ምዕራብን በዚ ናይ ኢትዮጵያ ጉዳይ ኣሳቢብካ ንኤርትራ ዒላማ ናይ ምግባር መደብን ተተሓሒዙ፡ ኣብ ምትሕልላፍ ዜናን ሓበሬታን ቅጡባት ክንከውን ተገዲድና ኢና። በዚ ድማ፡ ነቲ ዝዘነብና ዝነበረ ፕሮፓጋንዳዊ ዘመተ፡ ማዕረ ማዕረኡ ብምኻድ ክምቲ ዝድለ ክንገጥሞ ኣይከኣልናን።

ኣብ ከምዚ ዓይነት ሃዋህው፡ ስለምንታይ ኢና ነጽቅጥ፡ ስለምንታይ ሓበሬታ ዘይወሃብ ዝብል መረረ ክህሉ ግድን እዩ። ከም ሕቶ እውን ቅቡልን ብዕቱብ ክርአን ዘለዎ እዩ።

ርግጽ እዩ፡ ውዒሉ ሓዲሩ፡ እቲ ዘሎ ሃዋህው ምብናኑን ሓቅታት ምግሃዱን ኣይተርፎን እዩ። ኣብ ገለ እዋናት እውን፡ ስቕ ምባል ዝሕሸሉ ኩነታት ኣሎ። ካብ መምስ ዝተባህለ ምምጓትን ምምልላስን፡ ስቕታ እውን ርዝነት ኣለዎ። ግን ዓቕሊ ይሓተካ እዩ። ነቲ ኣብ ልዕልና ክካየድ ዝጸንሐ ዘይተኣደነ ዘመተታት ኣላሽ ዘበለ እውን፡ ናይ ህዝብና ዓቕሊን ዘይምርባሽን እዩ። እዚ ርግኣትን ነብሰ ተኣማንነትን'ዚ ጽቡቕ ባህሊ ኮይኑ፡ ኣብ ርእሲ'ዚ ግን፡ እቲ ዘለና ናይ ሓበሬታ ድኻም እውን ከምኡ ኢሉ ክቕጽል ክንገድፎ ኣይግባእን። ኣብ ሓቂ ዝተሞርከሰ፡ ረዚንን ዕቱብን ኣተሓሕዛና ኣብ ሓበሬታ ዓቂብና፡ ኣብ ምዝርጋሕ ቅልጡፍን እዋናዊን ሓበሬታ ዝጸንሐ ኣካይዳ እንመሓይሸሉን እንማዕብለሉን መገዲታት ምፍጣር ግድን ክድልየና'ዩ።



ሓባራዊ ዘተን ሰሚናርን

# ኤርትራን ዞባዊ ዳይናሚክስ ቀርኒ ኣፍሪቃን

ሰሚናር ኣምባሳደር ተስፋሚካኤል ገራህቱ

*መእተዊ*

ፖለቲካዊ ኩነታት ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ብኣዝዮም ተሓወስቲ ምዕባለታት ይጓዓዝ ከም ዘሎ፡ ካብ ትዕዝብቲ ተኸታተልቲ ስዉር ኣይኮነን። ብግዜ፡ መልክዕ እናተቐያየረ ንሓፈሻዊ ኣመታቱን ፍጻሜታቱን ተገንዚብካ፡ ምዙን ንባብ ንኸይትጭበጥ በዳሂ ኮይኑ ኣሎ። ይኹንምበር ድሙቕ መረዳእታ ንኸትሕዝ ዘኽእል፡ ጭቡጥ ድሕረ ባይታን ኣንፈትን ስለ ዘለዎ ንዕኡ ብዕቱብ ምፍታሽ ይሓትት።

ኩሉ ኣካል ሕብረተሰብ ብሓፈሻ መንእሰይ ወለዶ ኸኣ ብፍላይ፡ ሕሉፍ ገምጋሙ፡ ህሉው ጸቕጡ፡ መጻኢ ንኸንብብ ዘኽእል ሓበሬታ የድልዮ። ነገራት ነጺሉን ኣጣሚሩን ንኽመሚ ኸኣ የኽእሎ። ብእንተታትን ምናልባታትን ዝቕመ ዘይርጡብ ሓሳባት፡ ካብ ቀንዲ ሓዲዱ ከንደልህጾ ስለ ዝኽእል፡ ኣማእዛኒ ሓበሬታ ክሰንቕ ይግባእ።

ነዚ እምነትን መረዳእታን ብምስናቕ፡ ዳዕሮ መኣዲ ዘተ ሃማመተኤ ሓሙስ 4 ሕዳር 2021፡ "ኤርትራን ኣመት ዞባዊ ሰላም፡ ምርግጋእን ልምዓትን ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ካበይ ናበይ፧" ኣብ ትሕቲ ዝብል ኣርእስቲ፡ ናይ መበሃሃልን ሓበሬታ መስነቕን ኣጋጣሚ ዝወደበት።

ነቲ ኣንፈት ንኽተለሊ፡ መኣዝን ንኽተተዓራሪ ዝሕግዝ ትርኑዕ ዛዕባ ሒዙ መድረኽ ዝተረከበ ኸኣ፡ ክቡር ኣምባሳደር ተስፋሚካኤል ገራህቱ ካብ ሚኒስትሪ ጉዳያት ወጻኢ'ዩ ።



## ቀንዲ ነጥብታት ኣብ ዝተዋህበ ሰሚናር

ኣብ'ቲ ብልዑል ተገዳስነት ተሳተፍቲ ዝሞቐ መድብ፡ ኣምባሳደር ተስፋሚካኤል ገራህቱ ንእርእስቲ ዛዕባኡ፡ ኣብ ሽዱሽተ ንኡሳን ኣርእስታት ብምክፍፋል'ዩ ኣቕሪብዎ።

- ድሕረ-ባይታ ጂኦፖለቲካ ድሕሪ ካልኣይ ኩናት ዓለምን ኣመቱ ኣብ ኤርትራን ዞባን
- ንምርግጋጽ ናጽነትን ምምስራት ሃገርን ከም ግድነት ዝተወስደ መኸተን መስዋእትን
- ድሕሪ ምውዳእ ዝሑል ኩናት ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ዝነገሰ ሓደጋን ዕንደራን ብድሆታትን
- ኣድህቦ ኣብ ኣፍሪቃ ብፍላይ ድማ ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ
- ሓድሽ ምዕባሌታት ሰላምን ዞባዊ ዳይናሚክስን ቀርኒ ኣፍሪቃን ምዕልባጥ ገበትቲ ስርዓታትን
- ዝሰዓበ ቀጻልነት ተጻብኦታትን ምህዞ ዘራእቲ ዳግማይ ዕግርግርን

ዝብሉ ኣዕኑድ ዛዕባታት ብምቕማጥ፡ ሓደ ብሓደ ብዝርዝር ኣማኢቲ ሓሳባት'ዩ ኣካፊሉ።

ድሕሪ ምብቃዕ ካልኣይ ኩናት ዓለም ዝተኸስተ፡ ክልተ ቁጠባዊ ስርዓት ዓለም ዝፈጠሮ ሃዋህውን ኣብ መልክዕን ኣካይዳን ዓለም ዘምጽኦ ጀኦ-ፖለቲካዊ ኣንፈትን ኣሰላሊፉን፡ ብመንጽር ኣፍሪቃን ዞባናን ኸኣ ብፍላይ ብምትንታን ከም መንጸፍ ናይ'ቲ ስዒቡ ዝዘርዘሮ ነጥብታት'ዩ ኣቕሪቡ። ስትራተጂያዊ ብልጫታት ቀርኒ ኣፍሪቃ ንምምዝማዝ፡ ንኤርትራ ዕላማ ዝገበረ ብጂኦፖለቲካዊ ኣጀንዳታት ዝተደረኸ ብቐንዱ ብኣመሪካ ዝቕለስ ናይ ምዕራብ ደንበ ዝመረጾ ዓላቕ መርገጽን ሳዕቤናቱን፡ ምስናይ ህያው ኣብነታቱ

ነጥቢ ብነጥቢ ተንቲንዎ።

ህዝባዊ ግንባር ኣብ ሃገራዊ ደሞክራስያዊ ፕሮግራሙ ዘስፈሮም ናጻ ፖሎቲካዊ መስመር፡ ቃልሲ ንመትከልን ፍትሕን፡ ርእሰ-ምርኮሳ፡ ስትራተጂ ዝተናውሐ ህዝባዊ ኵናት፡ ራእን ግብርን ንዞባዊ ምትሕግጋዝ ወዘተ ዝብሉ መትከላት ከም ዓንዲ ህላዊኡን መሪሕ ኣንፈቱን ሰሪዑ ምኻዱ፡ ከሎ ገና ገበትቲ ብዓይኒ ስግኣት ንኽጥምትዎ ከም ዘኽኣለ ምስናይ ታሪኻዊ ጭብጥታቱ'ዩ ኣምባሳደር ተስፋሚካኤል ኣብሪሁ።

ኤርትራውያን ኣብ ታሪኽና ንፈለማ ግዜ ባዕልና ንውንኖን ንቕልሶን ፖለቲካዊ ሃዋሁ ምጥራይናን ንዕኡ ንምርግጋጽ ዝኸፈልናዮ ኲለንትናዊ መስዋእቲ ኣልዒሉ ድማ ነቲ ሕመረት ሓሳባት ተንቲኑዎ። ሓያላት ዓለም ተተበራርዮም ንልዕሊ 70 ዓመታት ኣብ ልዕሊ ፍትሓውን ሕጋውን መሰልን ህላወን ኤርትራ ዝወሰድዎ ዓማጺ ሕርያን ስጉምትን በቲ ሓደ ሸነኽ፡ ዘይጽዓድ መትከላት ሰውራ ኤርትራን ማዕረ ማዕረ'ቲ ህዝባዊ ኵናት ብዘማዕበሎ ናጻ ፖለቲካዊ መረገጽን ግብርን መኸትኡ ኣተርኒዑ ናጽነት ከረጋግጽ ዝሓለፎ ኲለንትናዊ ጥምጥም ኣንተላይ ኣብ ፖለቲካዊን ዲፕሎማሲያዊን መዳያት ብዕምቆት ኣተሓሒዙ ተንቲኑ።

ከም ኣብነት ነቲ ብጉልባብ ሰለማዊ ፍታሕ ጠለብ ናጽነት ንምጉዕጻጽ ተባሂሉ፡ ብኽልቲኡ ናይ ሽዑ ተጻራሪ ርእሰማላዊን ማሕበርነታዊን ዝበሃል ዝነበረ ደንበታት ብብእዋኑ ዝተሃንደሰ ዘተ ሰላም ብንቕሓት ገጢሙ፡ ካብ'ቲ ሓደን ዘይተቐያርን ዕላማ ናጽነት ፈልከት ከይበለ ማዕልብኡ ብዘይዝኾነ ፈቓቕ ከም ዝደምደሞ እውን ኣብሪሁ።

ኣምባሳደር ተስፋሚካኤል ከም ሳልሳይ ነጥቢ ሰሪዑ ዘቕረቦ፡ ድሕሪ ምውዳእ ዝሑል ኵናት ዝቐጸለ ዕንደራን ግዳማዊ ህላዌኣዊ ተጻብኦታት ኣንጻር ኤርትራን ዝብል'ዩ። ድሕሪ ምብቃዕ ዝሑል ኵናት ብኣመሪካ ዝምራሕ ሓድሽ ዓለማዊ ስርዓት፡ ብምዕራባዊ ሊበራላዊ ስርዓት ተደሪኹ ኣብ ዓለም ዘንገሶ ዘይፍትሓዊ ዓለማዊ ስርዓትን ዕላማኡ ንምትግባር ዝተኸተሎ ኣገባባትን'ዩ ብኣመትቲ ሓሳባት ገሊጽዎም። ሓድሽ ኲለንትናዊ ዕብለላን ዘኸተሎ ምዝንባዕ ሚዛንን ዝተኸተሎ ዕንደራን ዓማጺ ጂኦፖሎቲካዊ ኣጀንዳታትን ረብሓታትን ምስ ስሱዕ ቁጠባዊ ረብሓታት ኣንጊሱ ድማ ኣብ ዘይማዕበላ ሃገራት ከቢድ ሳዕቤንን ኣደራዕን ከም ዘውረደ ኣብሪሁ። ከም መርኣያ ናይ'ዚ ዝተፈጥረ ዓንዳሪ ባይታ፡ ብጉልባብ ደሞክራሲ፡ ናጻ ዕዳጋ፡ ገበትቲ ግዙፋት ኣህጉራውያን ትካላት፡ ልዑላዊ መሰላትን ናጽነትን ሃገራት ኣብ ዋጋ ዕዳጋ ምእታው፡ ሰብኣውን ህዝባዊ መሰላት ምግሃስን ብሊበራላዊ ስነ-ሓሳብ መሰልን ሓርነታትን ኣህዛብ ንፖለቲካዊ ዕላማታት ምዝንባዕን ምምዝማዝን ወዘተ እቲ ግሉሕን ህያው ኣብነታቱን ምኺኑ ድማ ኣብሪሁ።

እዚ ኣብ መላእ ዓለም በዚ ዘይፍትሓዊ ብኣመሪካ ዝምራሕ ምዕራባዊ ስርዓት ዝተኸስተ ተረኽቦ ክኸውን ከሎ፡ ኣብ ኣፍሪቃ ብሓፈሻ ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ኸኣ ብፍላይ ዝገበሮ ፍሉይ ኣቓልቦን ንምብራህ ኣምባሳደር ተስፋሚካኤል ከም ራብዓይ ነጥቢ ዝሰርዖ ዛዕባ'ዩ ነይሩ።

ምእንቲ'ዚ "ኣመሪካ ንሓድሽ ዘመን" ብዝበሃል ጂኦፖሎቲካዊ ዕላማን ስትራተጅን ዘግሃደ ማኒፈስቶ ንኣፍሪቃ ከም ቀንዲ ዒላማ'ዩ ወሲድዋ። ኣብ ዓንኬል ናይ'ዚ ኣጠማምታ ድማ ቀርኒ ኣፍሪቃ ብመንጽር ዝውንኖ ስትራተጂያዊ ብልጫታት ከም ቀንዲ ዒላማ ተወሲዱ።

ምእንቲ ኣብ ኣፍሪቃ ብምትኳር ዝሰፍሐ ወተሃደራዊነት (militarization) ንምንጋስ ምቛም ኣፍሪኮም (ዝበዝሓ ሃገራት ኣፍሪቃ ዝተቐበላኦ)፡ ወተሃደራዊ ሓይሊ ዕማማት ምስ መደበራቱ (ንኣብነት፥ ኣብ ጅቡቲ ዝተመስረተ)፡ ኣብ ሓያሎይ ሃገራት ዝተመስረቱ ንስለያ ዘገልግሉ መደበራት (Country Strategy Location)፡ ጀኦ-ፖለቲካዊ ረብሓታት ንምርግጋጽ ምምስራት ስትራተጂያዊ መልሕቕ ዝኾና ሃገራት ኣብ ዝተፈላለየ ዞባታት (ንኣብነት፥ ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ብወያኔ ዝምራሕ መንግስቲ ኢትዮጵያ)፡ ምፍጣርን ምስፋሕን ጥሩፋት ናይ ግብረ ሽበራ ሓይልታትን ኵነታትን ምፍጣርን ረጽምን ቅልውላውን ከምዝሰፍሕ ተገይሩ።። በዚ ኹሉ ኣቢልካ ኸኣ ጀኦ-ፖለቲካዊ ረብሓታት ምሕያልን ምርግጋጽን ተደፊእሉ፡ ኣብ ባይታ ግን ዘይከምቲ ዝተሃቀንዎ ከም ዘየድምዐ ኣምባሳደር ተስፋሚካኤል ኣብሪሁ። ነታ ናጻ ፖለቲካዊ መርገጽን ሕርያን እትኽተል ኤርትራ ግን ብዓይኒ'ቲ ገባቲ ኣጠማምታ ከም ቀንዲ ዒላማ ተጻብኦ ንኽትተሓዝ ብምምራጹ ዓሚቕን ሰፊሕን መዘዝ ሒዙ ከም ዝመጸን ብዘይ ተጻዓድነት ከምዝተመከተን ድማ ኣስሚሩሉ።

በዚ መሰረት ከኣ ድሕሪ ናጽነት ኤርትራ ብዘይካ'ተን ቀዳሞት ሓሙሽተ ዓመታት መሰረት መስርሕ ህንጸት ሃገር፡ ብኣመሪካን መሻርኽታን ንሃገራዊ ድሕነት ኤርትራ ኣብ ዋጋ ዕዳጋ ንምእታው ዝተፈላለየ ናይ ተጻብኦ ስጉምታት ከም ዝተወስደ፡ ኣምባሳደር ተስፋሚካኤል ኣብ'ቲ ዕማማት ምህናጽ ሃገርን ብድሆታትን ዓመጽን ዘይፍትሓዊ ስርዓትን ብዝብል ዝሰርዖ ሓሙሻይ መዘተዪ ዛዕባ ተንቲንዎ።

ኣብ ልዕሊ'ቶም ንውንኖም ክብርታት፡ መትከላትን ሃገራውያን ሕላገታትናን፡ ናጻ ሕርያና፡ ርግኣት ማሕበራዊ ቅርጽና፡ ልምዓትና፡ ግቡእ ቦታና ኣብ ዝምድናታትን ምትሕግጋዛትን ብፍላይ ዞባዊ ኣበርከቶናን ተራናን፡ ሰላምናን ጸጥታናን ወዘተ ከም ዕላማ መጥቃዕቲ ወሲዱ ዘካየዶ ብዘይተጻዓድነት ሓያል ህዝቢ፡ መንእሰይ፡ መንግስቲ፡ ኣመራርሓን ሓያል መራሕን ዝፈሸለ ቀጻሊ ተጻብኦታት ሓደ ብሓደ ተንቲንዎ።

ዕንደራ 27 ዓመታት ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ብስዕረት ከደምትን ኣሸቐልቶምን ንኽዛዘምን ሓድሽ ናይ ሰላም ሃዋህው ንኽነግስን (ብፍላይ ድሕሪ ውድቀት ስርዓት ወያኔን ካብ ስልጣን ምግላፉን)፡ በቲ ዘይተጻዕድነት ኤርትራን ዝተኸፍለ መስዋእትን ዝተኸስረ ግዜን ዕድላትን ብሓደ ወገን፡ ኣብ ኢትዮጵያ ዝተኸስተ ፖለቲካዊ ለውጢን በቲ ካልእ እዩ

ተደሪኹ። ዞባዊ ዳይናሚክ ቀርኒ ኣፍሪቃ ንመጀመርታ ግዜ ድሕሪ`ቲ ናጽነት ኤርትራ ተፈቲኑ በቲ ልዕል ኢሉ ዝተገልጸ ተጻብኦታት ዘይሰመረ ተበግሶ እንደገና ብዋናታቱ ክቕለስ ምጅማሩ ኸኣ ኣምባሳደር ተስፋሚካኤል ኣዘኻኺሩ። ድሕሪ'ዚ'ኸ ናበይ? ዝብል ወሳኒ እዋናዊ ሕቶ፡ ዕቱብ መልሲ ዝጠልብ ምዃኑ ድማ ኣተሓሒዙ ገሊጹ።

ዝኸሰቱ ዘለዉ ሓደስቲ ምዕባሌታት ኣብ'ቶም ገበትቲ ስርዓት ምዕልባጥ ምፍጣሩን፡ ካብ'ዚ ንምግልጋል ዓመታት ዝተጓዕዝዎ ዝተሳዕረ ኣረጊት መንገዲ ብሓድሽ ቃናን ውዲትን ከም ዝተበገሱ ድማ ኣገንዚቡ። ዘራእቲ ዕግርግር ንምፍጣር ድማ ነቲ ልሙድ ከዳሚ ሂወት ብምዝራእ ኣብ ቀጻሊ ተጻብኦ ተጸሚዶም። ከም መርኣያ ናይ'ዚ ዕንደራ`ዚ ኸኣ ብቡራኼ ኣሸቓልቶም ብ4 ሕዳር 2020 ኣብ ትግራይ ሰፊሩ ዝነበረ ናይ ሰራዊት ኢትዮጵያ ሰሜናዊ እዚ ብምጥቃዕ ዓቕሙ ኣዳኺምካን ስትራተጂያዊ ኣጽዋሩ ሰሊብካን ኣብ ኢትዮጵያ ዘሎ ሓድሽ መንግስቲ ምግምጣልን ኣብ ኤርትራ`ውን ማዕረማዕረኡ ወሪርካ መንግስቲ ምግምጣልን ልኡላዊ መሬት ኤርትራ ንምግባትን ከንቱ ፈተነ ኣካይዶም።

ብናይ ስርዓት ሕጊ ስርሒት ዝግባእን ውሁድን ግብረመልሲ ተዋሂቡዎ ኸኣ ዋላኳ ብደገፍ ኣሸቓልቲ ትልኽ ይብል እንተሎ፡ ወያኔ ከም ኣተሓሳሳብን ግብርን ውዳበን ኣብ ዝተሓተ ደረጃ ወሪዱ ምህላዉ ተተንቲኑ። ኣብዚ ኩነታትዚ ንኤርትራ ብግህሰት መሰላት ኣብ ትግራይ ኣሳቢብካ ገንሸል ንምግባራ ዝካየድ ዘሎ ከንቱ ፈተነ ድማ ዘርዚሩ።

በዚ መንጽር ከኣ ኤርትራ ኣትያቶ ዘላ ሓድሽ መዋእል ገሊጹ። ብምኽንያት ናይ ኮቪድ ለበዳን ድሒሩ ዘሰዓበ ናይ ወያኔ ኩናትን ወራርን ትግባረኡ ጌና ብሕጂ ዝጥመት እኳ እንተኾነ፡ ምስ ውሁብ ኩነታት ኣብ 2019 ዝተኣወጀ ሃገራዊ መርሓ ጎደና ልምዓትን ዘሰንዮ ናይ ልምዓታዊ ዞባታት ኣወዳድባን ኣብ ተዛማዲ ብልጫታት ዝውሰዱ ጽላታት ብምድፋእ ይካየድ ምህላዉን ኣብ ሰለስተ መሰረታዊ ዕላማታት ከምዝቕንዐን ድማ ተሓቢሩ። ኪኖ ኮቪድን ወያኔን ብምጥማት ድማ ብዝሓየለ ንምትግባሩ ዘሎ ድሉውነት ገሊጹ። እቲ ቀንዲ ስትራተጂ፡ ሕጂ`ውን ዓጸፋ ሰሪሕካ ዓጸፋ ምሕያል ኮይኑ፡ ኣብ ዝሓጸረ ግዜ ዓይነታዊ ዝላ ምርግጋጽ ከምዝኾነ ተነጺሩ።











ምእንቲ`ዚ ሕጂ`ውን ወሳንነትን ኣድማዕነትን ህዝቢ ዘረጋግጽ ዝሰፍሐ ምኽታት፡ ዝሓየለ ምውዳብን ዝዓሞቐ ዓቕሚ ምውህላልን ከምዝኾነ ድማ ተነጺሩ። እቲ ኣብ ኤርትራ ነጊሱ ዘሎ ኣቕዲሙ`ውን ተጠቒሱ ዝሓለፈ ሓያል ሃገራዊ ሓድነትን ዜግነትን፡ ብሃገራዊ ሕጊ ዝተዋሕሰ ማዕረ መሰላትን ዕድላትን፡ ህዝቢ ዝመሰረቱን ዝደፍኦን ኣብ ኑብሰኻ ምኽኣል ዝተመርኮሰ ልምዓታዊ ዳይናሚክ፡ ሓላፍነታዊ ተሳትፎ ህዝቢ፡ ነዚ ዘሰስንን ዘረጋግጽን መሰረት መንግስቲ ኣሒይሉ ዘሎ ህዝቢ ዝማእከሉ ዝምዕብል ዘሎ ከባቢያዊ ስርዓት ምሕደራን ክብረት ዘረጋግጽን ኣብ ሽርክነት ዝምርኮስን ኣህጉራዊ ምትሕግጋዝን ምዃኑ መሰረትን ሓይልን ህላዌ ኤርትራ። ነዚ ብምድልዳል ከምእንዕወት ድማ ኣረጋጊጹ።

በዚ መሰረት ሓላፍነታዊ ተሳትፎን ኣድማዒ ኣበርክቶን ናይ ኩሉ ብፍላይ ድማ ናይ መንእሰያት ኪዓዝዝ ጸዊዑ። ምእንቲ`ዚ ዝተጠቕመሉ ጠማሪ እምነት ድማ "ዝለዓለ ሓላፍነትና ንሕድሪ ሰማእታት ኤርትራ ኣብ ትሕቲ ዝኾነ ይኹን ኩነታትን ግዜን ኣብ ሃገራዊ ድሕነት ዋጋ ዕዳጋ ዘይምግባር`ዩ" ዝብል መርሓ ብተደጋጋሚ ኣስሚርሉ።

ኣምባሳደር ተስፋሚካኤል እቲ ብውድዓዊ ሓሳባትን ጭቡጥ ሓበሬታን ዝሃብተመ ኣስተምህሮኡ፡ ብቕርጡው ግን ከኣ ኣዝዩ ኣማቲ መንገዲ'ዩ፡ ንተሳተፍቲ ኣካፊሉ። ብመንፈሱን ፊደሉን ኣብ ዙርያ ገፊሕ መቓንን ርሒብ ኩርናዕ ርእየትን ዝተሓቑፈ ድማ'ዩ ነይሩ። ናይ'ዚ ግብረ-መልሲ ብጽጉብ ዕግበት ተሳተፍቲ፡ ክስነ ምኽኣሉ ኸኣ ቅድሚ ሕቶ ዝመጽእ መልሲ'ዩ።

ኣብ መወዳእታ ድማ ዝተፈላለየ ሕቶታትን ርእይቶታን ኣእንጊዱ፡ ዝግባእ መልስታትን ሓበሬታትን ብምሃብ ድማ ብዓወት ተዛዚሙ።

*ሳሙኤል መንግስተኣብ*

ደሃይ ማሕበር

# ማሕበር መደባት ስራሕ 2021 በብደረጃኡ ገምጊሙ

ካበይ ተበጊሱ፡ ኣበይ ኣሎ፡ ናበይ ገጹ ይግስግስ ኣሎ ኣዳቒቑ ዘይፈልጥ ትካል፡ ተልእኾኡን ኣበርክቶኡን ብብቕዓት ከሰላስል ኣጸጋሚ'ዩ። ሓደ ትካል ኣንፈት ጉዕዞኡ ተወዲኑ ክኸይድ ንኹሉ ክዉንነት ኣብ ግምት ዘእተወ ውርጹጽ ውጥን ምድላው ልዑል ኣገዳስነት ኣለዎ። ክዉንነታዊ ውጥን፡ ንሰብኣዊ፡ ፋናንስያዊ፡ ሞራላዊ፡ ውድባዊ፡ ነገራዊ ዓቕምታት ትካል ብግቡእ ብምግንዛብ ዝዳሎ ውጥን'ዩ። ዝተሓንጸጹ ውጥናት ናብ ተግባር እንተዘይተቐይሮም ምልኡነት ትርጉም ይስእኑ።

ዝተሓንጸጹ ውጥናት ንምትግባር እምበኣር፡ ብቑዕ ናይ ምቁጽጻርን ምክትታልን ሜላታት ኣድላዪ'ዩ። ዝተተግበሩ መደባት፡ ንዝተሓንጸጹ ዕላማታት ንምጭባጥ ኣኽኢሎም'ዶ፡ ንዝብል ሕቶ ድማ ብዝግበር ገምጋም ይረጋገጽ። ዉጥናት ዕዉታት'ዶ ነይሮም ኣይነበሩን እምበኣር ብቕኑዕን ሓቀኛን ገምጋም'ዩ ዝፍለጥ።

ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ ብዙሕ ዓመታት ዘማዕበሎ ባህሊ ብምብጋስ፡ ብግዜን ጽፍሕን ዝተሰርዐ፡ ካብ ታሕቲ ንላዕሊ ዝዝርጋሕ፡ ብውድዓዊ ነቐፌታ ዝተሰነየ ገምጋማት ከካይድ ጸኒሑን ኣሎን። ነዚ መሰረት ብምግባር፡ ማሕበር ካብ መፋርቕ ወርሒ ታሕሳስ ኣትሒዙ፡ ኣብ 2021 ዝተዓሙ መደባት ስራሕ በብደረጃኡ ክግምግም ምጽንሑ ካብ ቤት ጽሕፈት ክፍሊ ምክትታል ዞባታት ማሕበር ዝረኸብናዮ ሓበሬታ የረድእ። ጽማቕ ትሕዝቶ ናይ`ቲ መኸተ፡ ንቕሓት፡ ዕጥቂን ልምዓትን ኣተኲሮ ብምግባር ዝቐረበ ገምጋማት ስራሕ ስዒቡ ይቐርብ፥

ኣብ ምስፋሕ ውዳበ ከባቢታት፡ ማሕበር ኣብ 71 ንኡሳን ዞባታት ኣብ ንጡፍ ስራሕ ዝጸንሐ ኮይኑ፡ ዝያዳ ብኣተኩሩ ክሰርሓሎም ዝጸንሐ መሓውራቱ ኣብያተ ትምህርትን ኮለጃትን እዮም። ኣብ 405 ኣብያተ ትምህርቲ ማእከላይ ደረጃ፡ 351 ኣብያተ ትምህርቲ ካልኣይ ደረጃን 8 ኮለጃትን ንጥፈታት ውዳበ ክካየድ ጸኒሑ ኣሎ።

እቲ ኣብ ጨናፍር ኣብያተትምህርትን ኮለጃትን ትኹረት ዝገበረ ንጥፈታት ምስ ግዜ ትምህርቲ ዝጽመድ ብምዃኑ ወቅታዊ ኮይኑ`ዩ ጸኒሑ። ብሰንኪ ኮሮና ድሕሪ ምዕጻወን ድማ ኣብ 2021 ነቲ ኣብ 87 ምምሕዳር ከባቢታት ጥራይ ተሓጺሩ ዝነበረ ውዳበ ምምሕዳር ከባቢታት ከም ዝሰፍሕ ኣብ ምግባር ክስረሓሉ ጸኒሑ ኣሎ። ምምሕዳር ከባቢ መሰረታዊ ባእታ ናይ ኩሉ ዝካየድ ውዳበታት ብምዃኑ ኣብ ነፍሲወከፍ ምምሕዳር ከባቢ ክካየድ ዝጸንሐ ኣስተምህሮ፡ ስልጠናታት፡ ውድድራት፡ ሓባራዊ ዘተን ምኽርን ኣልያን ንናይ እኩብ ድምር ሓባራዊ ዕላማ ማሕበር ክዉን ኣብ ምግባር ልዑል እጃም ከም ዝጸንሖ ድማ ተገምጊሙ። ካብ ነፍሲወከፍ ምምሕዳር ከባቢ ንዝተወከሉ መንእሰያት ንስርሖም ዘገድስ ስልጠናታት ወሲዶም ነናብ ቦታኦም ተመሊሶም ስለዘለዉ፡ ነዚ ኣብ 2022 ተወጢኑ ዘሎ መደባት ማሕበር ኣብ ምትግባር ኣብ ምጅምማር ይርከቡ ኣለዉ።

ኣብ ንጥፈታት ጸቢብ ውዳበ ምስ እንምልከት ኣብ ዝሓለፈ ዓመት፡ ኣብ ቀያሕቲ ዕምባባ፡ ኣብ ምቛም ሓደስቲ ጉጅለታት፡ ምድላው ሓደስቲ መዛሙር፡ ስሩዕ ሲቪካዊ ስልጠና ምሃብን ናብ መዛኑኦም ዘቕንዐ ስሩዕ ጎስጓሳት ምክያድን፡ ኣብ ውዳበ ፊተውራሪ ንዝርከቡ መንእሰያት ድማ ኣብ ሲቪካዊ ስልጠናታትን ዘተ ኣብ መጎሳጎሲ ጽሑፋትን፡ ኣብ ውዳበ ሕመረት`ውን ወርሓዊ ስሩዕ ፖለቲካዊ ትምህርትን ዘተ ኣብ መጎሳጎሲ ጽሑፋትን ዘጠቓለሉ ብርክት ዝበሉ ኣድማዕቲ ንጥፈታት ከም እተኻየዱ ከካብ ዞባኡ ዝመጸና ጸብጻብ ስራሕ ኣረዲኡ።

ኣብ ማእከላይ ደረጃ ኣብ 36 ጉጅለታት ዝጥርነፉ 363 ደቀንስትዮ ዝርከብኦም 793 ማእከላይ ደረጃ ካድር ተማሂሮም ኣለዉ። ኣብ'ዚ ውዳበ



ሲቪካዊ ስልጠናታት፡ ስሩዕ ፖለቲካዊ ትምህርቲ፡ ዘተ ኣብ መጓሳጎሲ ጽሑፋት፡ ኣብ ነፍሲወከፍ ሽዱሽተ ወርሒ ርክብ ካድራት ብደረጃ ዞባ፡ ምትግባር ሚዛን ብቕዓት ካድራትን ንመሪሕነት ዝበቕዑ ብሉጻት ካድራት ምልላይን ዝኣመሰሉንጥፈታት ተኻይዶም። ኣብ ውዳበ ክለባት'ውን ብተመሳሳሊ ኣብ ምቛም ክለባት፡ ምውዳብ መኣዲ ስነጥበብ፡ ዳግመ ውዳበ ክለባትን መነቓቕሒ ስልጠና ኣባላት ክለባትን ዘጠቓልል ብርክት ዝበሉ ንጥፈታት ተኻይዱ።

ኣብ ኣባላት ጸቢብ ውዳበ ብተወሳኺ ሓባራዊ ቅነ ውዳበታት፡ ዑደት ንኡስ ዞባ ኣብ ውሽጢ ዞባ፡ ደገፍ ትምህርቲ፡ ምርኢት ፊልምን ማእቶትን ዘጠቓልሉ ንጥፈታት ክካየድ ምጽንሑ ዝረኸብናዮ ሓበሬታ የረድእ።



ሃማመተኤ፡ ኤርትራውያን መንእሰያት ታሪኾምን ባህሎምን ብግቡእ ብምግንዛብ ብመንነቶም ክሕበኑን ሃገራውነቶም ክኹልዑን በቲ ሓደ ወገን፡ ብሰንኪ ምስፍሕፋሕ ዓውለማ ይኸሰት ንዘሎ ባህላዊ ወራር፡ ምጽናዕትን ምትሕንፋጽን ባህሊታትን ናይ መንነት ቅልውላውን ንምምካት ድማ በቲ ሓደ ወገን፡ ምስ መሻርኽቱ ብምትሕብባር ሓያል ወፍሪ ኣብ ምክያድ ይርከብ። ገለ ካብ'ቲ ብዙሕ ድማ፡ ደረጃ ንቕሓት መንእሰያት ንምሕያል ብስሩዕ ሲቪካዊ ትምህርቲ ከካይድ ጸኒሑን ኣሎን። እዚ ግቡእ ካሪክለም ብምድላው ዝወሃብ ትምህርቲ እተፈላለየ ኣርእስታት ማለት፡ ታሪኽ ህዝቢ ኤርትራ፡ ታሪኽ ብረታዊ ገድሊ፡ ምሕደራ፡ መባእታ ፖለቲካ፡ ኣምራት ሕግን ስነ- ምግባርን፡ ዓውለማን ጽልዋኡን ....ወዘተ፡ ዘጠቓልል ክኸውን እንከሎ ንመንእሰያት ብዘሳትፍ መገዲ ብሓባራዊ ዘተ፡ ክትዕን መዘናዊ ምጽልላውን ኣወሃሂዱ ዝወሃብ'ዩ።

ብዘይካ እዚ እቲ ትምህርቲ፡ ንመድረኻዊ ኣተኩሮ መኸተ፡ ንቕሓትን ልምዓትን ዝምልከት፡ ብላዕለዎት ሓለፍቲ መንግስቲ፡ ግንባርን ማሕበርን ዝግበር መግለጺታት እተሰነየ ብምዃኑ፡ ንቕሓት መንእሰያት ንምዕባይ ጋግዘይፈጥርእተማለአ ሓበሬታ ንምትሕልላፍ ዝዓለመ እተወሃሃደ ጥሙር ትሕዝቶ ዘለዎ መደብ'ዩ።

ኣብ ዝሓለፈ ዓመት፡ ብደረጃታት ፊተውራሪ፡ ሕመረትን ማእከላይ ካድርን ንልዕሊ 2 ሽሕ መንእሰያት ስልጠና ሲቪክስ ተዋሂቡ። ሲቪካዊ ስልጠና ካልኣይ ደረጃ ካድር፡ ኣብ ሳዋ ንተመሃሮ 12 ክፍሊ ዝወሃብ'ዩ።

ኣብ 2021 ስልጠና ሲቪካዊ ትምህርቲ ንተመሃሮ ኮለጃት ንምሃብ ፋልማይ ተበግሶ ተወሲዱ። ከም መፈተኒ ኣብ ኮለጅ ቢዝነስን ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠትን ዓዲ-ቀይሕ ናይ መጀመርታ ስልጠና ንምክያድ ብወገን ማሕበር መምርሒ ስልጠና ናይ 16 ኣርእስታት ተዳልዩ ምስ ሓለፍቲ ኮለጅ ድሕሪ ዝተገብረ ተደጋጋሚ ርክብን ምምይያጥን፡ ብግቡእ ተሳሊጡ ኣሎ። ኣብኡ 48 ደቀንስትዮ ዝርከብኦም 114 ተመሃሮ ሰልጢኖም ኣለዉ። እዚ ስልጠና ኣብ ካልኦት ኮለጃት ብዝለዓለ ኣድማዕነት ንምቕጻሉ ምስ ኮለጅ ምህንድስናን ኮለጅ ስነፍልጠትን ርክብ ተኻይዱ፡ ኣብ ናይ 2022 ዓመተ ትምህርቲ ብዝለዓለ ደረጃ ክድፍኣሉ'ዩ።

ውዳበ ክለባት ንምሕያለንን ኣበርክቶኣን ንምዕባይን መንጠፊ ባይታ ብምፍጣር፡ ክሳብ ናብ ጨናፍር ኣብያተ ትምህርቲ ብምውራድ ክለባት ከም ዝህልዋ ክግበር ጸኒሑ እዩ። እዘን ዝተመስረታ ክለባት ንሰፊሕ ውዳበ ክጸልዋ ዘኽእለን ስልጠናታት ክወሃብ ጸኒሐን። በዚ መሰረት ነዘን ክለባት ንምዕባይ ኣብ ቀዳማይ ረድኤት፡ ድራማ፡ ትልሂት፡ ሙዚቃ፡ ቅብኣን ጋዜጠኝነትን ን404 ደቂ ተባዕትዮን 435 ደቀንስትዮን፡ ብጠቕላላ ን839 ስልጠና ተዋሂቡ።

ንኣባላት ሰፊሕ ውዳበ ተመሃሮ'ውን ፖለቲካዊ፡ ጥዕናውን ማሕበራውን ከምኡ'ውን ትምህርታዊ ንቕሓቶም ንምብራኽ ዝተፈላለዩ ኣብ ስትራተጅያዊ ውጥን ዝተቐመጡ መደባት ክካየዱ ጸኒሖም ኣለዉ። ታሪኻዊ ፍልጠትን ንቕሓትን መንእሰያት ንምዕባይ ዝተበገሰ መደብ "ውድድር ታሪኻዊ ፍልጠት ቡያ" ሓደ ካብቲ ብፍሉይ ዝጠቕሱ ንጥፈታት እዩ።

ብዘይካ'ዚ ቁጠባዊ ሓይሊ መንእሰያት ንምኹልባትን ብመንገዲ ሞያዊ ስልጠናታት፡ ናይ ሰንዓን ምህዞን ሓይሊ መንእሰያት ንምዕባይን ስርሓት ክካየድ ጸኒሑ ኣሎ። ከም ልሙድ ንጥፈታትና

ኮይኑ ዝጸንሐ ማእቶትን ሸልማት ነቶም ኣብ ሃገራዊ መርመራ 8ይ ክፍሊ ብሉጽ ነጥቢ ዘምጽኡ ተመሃሮን ገለ ካብቶም ዓበይቲ ዝኣልሑ ንጥፈታት`ዮም።

ኣብ ዝሓለፈ ዓመት፡ ዓቕሚ ትካላት መንግስቲ ንምዕባይን መንእሰያት ሞያ ቀሲሞም ነብሶም ዝኽእሉ ባይታ ንምፍጣርን፡ ንመንእሰያት ሰራሕተኛታት፡ ተመሃሮ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን ኣባላት ሓይልታት ምክልኻልን መበገስን መሐየሊን ዝኸውን ን4,166 መንእሰያት ኣብ ዝተፈላለዩ ዓውድታት ናይ ሓጺርን ነዊሕን (ካብ 3 ክሳብ 9 ወርሒ ዝወስድ) ሞያዊ ስልጠና ተዋሂቡ። ኣብ ዘባ ሳዋን ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን ምርምርን ዝተዋህበ ስልጠና ካብቲ ናይ ቅድሚ ሕጂ ክወሃብ ዝጸንሐ ስልጠናታት ብፍሉይ ዝጠቀስ እዩ። ኣብ ዞባ ዓንሰባ፡ ካብ ኮለጃት ትሑት ነጥቢ ኣምጺኦም ኣብ ቤት ጽሕፈት ህዝባዊ ሰራዊት ከረን ንዝተመደቡ 288 መንእሰያት ፖለቲካውን ማሕበራውን ትምህርቲ ድሕሪ ምሃብ ሞያዊ ስልጠናታት ከም ዝቐስሙ ምግባሮም እውን ፍሉይነት ኣለዎ። ክወሃብ ኣብ ዝጸንሐ ሞያዊ ሰልጠናታት ናይቶም 1720 ሰልጠንቲ መንእሰያት ምስ መሻርኽቲ ማሕበራት ሃማደኤን ሃኮሰኤን ብምውህሃድ ዝተኻየዱ ክኾኑ እንከለዉ፡ ናይ`ቶም ዝተረፉ ድማ ማሕበር ብናይ ውሽጣዊ ዓቕሚ ማእከላቱ፡ ብምጡን ክፍሊትን ብናጻን ዝሰልጠኑ እዮም።

ብዙሓት መንእሰያት ዝተሳተፉዎ ስፖርታዊ፡ ባህላዊ፡ ትምህርታዊ ንጥፈታት፡ ውድድራት ዝሓቖፈ ኣብ ኩለን ዞባታት እተኻየደ ቅነመንእሰያት፡ እወንታዊ ጽልዋ ዝገደፈ ምንባሩ ብዞባታት ማሕበር ኣብ ዝቐረበ ገምጋም ስራሕ ተገሊጹ።

ሃማመተኤ ምስ መሻርኽቲ ማሕበራት ብምትሕብባር ህሉው ኩነታት ምህዞን ሰንዓን ንምዕባይ ክሰርሕ ጸኒሑ። ኣብዚ መደብ ከም መበገስን መፈተንን ዝኾንዎ ፕሮጀክታት፡ እቶም ኣቀዲሞም ኣብ ዝተፈላለየ ኣጋጣሚታት ብማሕበር ዝተራእዩ፡ ብፍላይ ከኣ ሰፊሕ ዝርገሐ ዘለዎም፡ ንዝዓበየ ክፋል ሕብረተሰብ ዘርብሑን ዝሸፉኑን፡ ኣብ ርሑቕ ገጠራት ዕላማ ዝገበሩ፡ ርኡይ ጸገማት ሕብረተሰብ ክፈትሑ ተኽእሎ ዘለዎም፡ ከምኡ'ውን ማሕበረ ቁጠባዊ ረብሓ ዘለዎም ፕሮጀክታት ከም መበገሲ ተወሲዶም። በዚ ድማ፡ መማይት ኮሚተ ቆይማ፡ ካብ 14 ፕሮጀክታት 5 ተመሪጸን ኣብ ረብሓ ሕብረተሰብ ክውዕላ ንስራሕ ተበጋጊሰን ኣለዋ።



ብመሰረት ኣብዚ ዓመት ብዝለዕለ ደረጃ ማእቶታትዊ ንጥፈታት ንምክያድ ዝወጸ መደብ፡ ጸቢብን ሰፊሕን ውዳበታት እተሳተፍዎ ማእቶታዊ መደባት ኣብ ኩለን ዞባታት ተኻይዱ። እዚ መደብ'ዚ ወለንታውነት ንምኹስኳስ፡ ናይ ስራሕ ልምዲ ንምዕባይ፡ ኣበርክቶ ማሕበር ኣብ ሕብረተሰብ ክብ ንምባል ዕላማ ዝገበረ ኮይኑ፡ ኣብ ምዝላይ፡ ምግራብ፡ ዓይኒ ምድሪ ኣብ ምስራሕ፡ ጽርየት ከባቢ ኣብ ምሕላው፡ ምኹስኳስ ኣብ መቓብር ሓርበኛታት፡ ዓቕሚ ንዘይብሎም ስድራቤታት ብወፈራ ምሕጋዝ ዘተኮረ እዩ ነይሩ።

ከም ኣካል መደብ ምዕባይ ተገዳስነት ተመሃሮ ኣብ ትምህርቲ፡ ኣብ ኩለን ዞባታት ዝግበር መደብ ሸልማት ንኣብ ሃገራዊ መርመራ 8ይ ክፍሊ ብሉጽ ነጥቢ ዘምጽኡ ተመሃሮ ሎሚ ዓመት'ውን ምስ ሚኒስትሪ ትምህርቲ ብምትሕብባር ተዋሂቡ። እዚ ሸልማት ኣብ ነፍሲወከፍ ዞባ ዝልለየሉ ስም ዘለዎ ኮይኑ፡ ክንዮ ኣብ ተመሃሮ ዘሕደሮ ጽልዋ፡ ኣብ ስድራቤታትን ሕብረተሰብን ጽቡቕ ስምን ጽልዋን ኣትሪፉ ይርከብ።

ኣብ ስነ-ፍልጠትን ጥበብን ከምኡ`ውን ኣብ ግብራዊ ተሞኩሮን ልምምድን ዘተኮረ ንኣባላትን ስታፍን ማሕበር ፍሉይ ኮርስ መሪሕነትን ምሕደራን ከም እተዋህበን ዝረኸብናዮ ዝቐረበ የረድእ።

ማሕበር ኣብ ስርሓት ዜና፡ ብመገዲ መጽሔታት፡ ራድዮ፡ ጋዜጣ፡ ተለቪዥን፡ ሓዳስ ናይ ዩትዩብ መስመር (ሆርዳታ)፡ ማሕበራዊ መራኸቢታትን ዌብሳይትን ንመንእሰያት ዒላማ ዝገበሩ ብርክት ዝበሉ ጎስጓሳዊ መደባት ከካይድ ጸኒሑን ኣሎን። ብዝሓየለ ኣድማዕነት ንምቕጻሉ ኣብ ቀዳማይ መንፈቕ ዓመት 2022 ናይ መነቓቕሒ ርክባት ክካየድ ተሰሪዑ ከም ዘሎ`ውን ዝቐረበ ጸብጻብ የረድእ። ሰሙናዊ መደብ ሓባራዊ ዘተን ምስትምቓር ጥበብን እውን ካብ ወርሒ መስከረም ጀሚሩ መምርሒታት ላዕለዋይ ሓይሊ ዕማም ብምኽታል ብምጡን ዓቕን ተሳተፍቲ ብጽቡቕ ይሰላሰል ኣሎ።

ኣብ ስርሓት ወጻኢ እውን ካብ ወጻኢ ወለንታዊ ኣበርክቶ ንምግባርን ሃገራዊ ግቡኦም ንምፍጻምን ንዝመጹ መንእሰያት ዝድለ ኣገልግሎት ከም ዝረኸቡ ኣብ ምግባር፡ ዝተኻየዱ መደባት ዑደት ናብ ታሪኻውን ፕሮጀክትታት ልምዓትን ከምኡ`ውን ዝምድናታት ንምሕያል ኣብ ዞባውን ኣህጉራውን መዳይ ዝተሰላሰሉ ስርሓትን እውን ብዝግባእ ተገምጊሙ።

# ዓንበርበብ ሼር ካምፓኒ

## ንመንእሰያት ኣባላቱ ዓለምለኻዊ ደረጃ ዘለዎ ስልጠና ሂቡ

ዓንበርበብ ሼር ካምፓኒ ኣብ 1984 ኣብ ትሕቲ ጽላል ህ.ግ.ሓ.ኤ ኣብ ሳሕል ዓንበርበብ ዝተባህለ ቦታ ተመስሪቱ። ኣብ'ዚ ግዜ'ዚ ናይ 3 ኩባንያታት ጃፓን ወኪል ኮይኑ ዝሰርሕ ዘሎ ሃገራዊ ኩባንያ እዩ። እተን ዝውክለን ኩባንያታት ቶዮታ፡ ያማሃን ኮማትሱን ኮይነን ምሉእ ድሕረ-መሸጣ-ኣገልግሎት ኣብ ምብርካት ይርከብ።



ዓንበርበብ ሼር ካምፓኒ ካብ 3 ወርሒ ክሳብ 3 ዓመት ብውሽጣዊ ዓቕሙ ናይ ዘሰልጠኖም መንእሰያት ብ25 ሕዳር 2021 ኣመሪቑ። ኩሎም ተመረቕቲ መንእሰያት ስለዝኾኑን እቲ ዝወሰድዎ ስልጠናታት ብናይ ቶዮታ ዓለምለኸ መለክዒ ተቐባልነት ዘለዎን ምንባሩ፡ ኣካያዲ ስራሕ ዓንበርበብ ሼር ካምፓኒ ኣቶ ግርማይ ኣብረሀ ንመጽሔት መንእሰይ ኣብ ዝሃቦ ሓበሬታ ኣረዲኡ።

ዓንበርበብ ሼር ካምፓኒ ነዚ ውክልና ክሕዝ እንከሎ፡ ዝነበሮ ዓቕሚ-ሰብ ነቲ ዝድለ ብዝተወከላ ኩባንያታት ዝጥለብ መለክዒታት (standards) ዘማልእ ኣይነበረን። ንዝነበረን ዘሎን ዓቕሚ-ሰብ ዓንበርበብ ኣብ ደንበ ምዕቡል ኣውቶምቲቭ ቴክኖሎጂ ንምጽንባር፡ ምስ ኩባንያ ቶዮታ ብምትሕብባር፡ ሓደ ዝተማልአ መሰልጠኒ ማእከል (Training Center) ኣብ ወርሒ ታሕሳስ 1997 መስረተ። እዚ መሰልጠኒ ማእከል'ዚ ኣብ ክንዲ ኣብ ቶዮታ ጥራይ ዝሕጸር ኣብ ያማሃን ኮማትሱን እውን ክንጥፍ ከም እተገብረ ኣቶ ግርማይ ይገልጽ።

ብወገን ዝውከላ ኩባንያታት ዝወሃብ ስልጠናታት ክልተ ዓይነትዩ። እቲ ሓደ በቲ ዓንበርበብ ዘቆሞቶ መሰልጠኒ ማእከል ክኻየድ እንከሎ፡ በቲ ካልእ ድማ ናብቲ ናተን መሰልጠኒ ማእከል ብምኻድ ዝሰላሰል እዩ። ኣካይዳን ሚዛንን ዓንበርበብ ሼር ካምፓኒ እንተኾይኑ፡ ነቲ መሰልጠኒ ዘድሊ ጽሑፋትን ስርዓትን (Training Material & Curriculum) ካብ ኩባንያ ቶዮታ ጃፓን እዩ ዓጢቑ። በቲ ካብ ኩባንያ ቶዮታ ዝተላእከ መርመራ ዝሓለፈ ሰልጣኒ፡ ሓደ ኣብ ምሉእ ዓለም ዘለዋ ወከልቲ ቶዮታ ተቐባልነት ዘለዎ ባጀላ (Certificate) ይወሃቦ። 3 ደረጃታት ስልጠና ተሳጊሩ ናብ 4ይ ደረጃ ማለት Certified Diagnosis Master Technician ምስ ተበጽሐ ድማ ን 3 ዓመት ጥራይ ዘገልግል ባጀላ ይወስድ። ድሕሪ 3 ዓመት ተወሳኺ ስልጠና ብምሃብ እንደገና ዝተዋህቦ ፈተና ድሕሪ ምሕላፍ ንሰለስተ ዓመት ይናዋሕ። ከምኡ እናበለ ክሳብ እቲ ተክኒሻን ኣብ ስራሕ ዘሎ ይቕጽል። ዕላማ ናይዚ ድማ እቲ ተክኒሻን ምስ'ቲ ዝመጽእ ሓድሽ ቴክኖሎጂ ናይ ተሽከርከርቲ ከም ዝኸይድ ንምግባር እዩ።

እቲ ዝተኻየደ ስልጠና ብግብርን ክልሰ-ሓሳብን ጠቓለለ እዩ። እቲ ክልሰ-ሓሳባዊ ትምህርቲ ኣብ ክፍሊ ብምእታው ዝውሰድ ኮይኑ፡ እቲ ግብራዊ ድማ ኣብ ቦታ ስራሕ ዝፍጸም እዩ። መምዘኒ ድማ ክልሰ-ሓሳባዊ > 80% ናይ ግብሪ ድማ > 80% ስልጠና ምስ ዘመዝግብ ባጀላ ይወሃቦ።

ጠቕላላ ብዝሒ ሰራሕተኛታት ዓንበርበብ ሼር ካምፓኒ 200 ኮይኖም ካብዚኦም 60% መንእሰያት እዮም። እዞም መንእሰያት ሰራሕተኛታት ካብ ኮለጅ ምህንድስናን ተክኖሎጅን ኤርትራ ዝተመረቑ መካኒካል ኢንጅነርን፡ ኣውቶሞቲቭ ተክኖሎጅን ከምኡ ድማ ካብ ቤት ትምህርቲ ስነ-ኪነት ትምህርቶም ዛዚሞም ዝተመደቡ እዮም።

እቲ ኣብ ውሽጢ ቀጽሪ ዓንበርበብ ሼር ካምፓኒ ዝተኻየደ መመረቕታ፡ 8 ዓውድታት ዝሓቖፈ ን107 ሰልጠንቲ መንእሰያት ወረቐት ምስክር ተዓዲሎም።

ዓንበርበብ ሼር ካምፓኒ ካብ 1997 ጀሚሩ ብካሪክሉም ናይ ዝውክለን ኩባንያታትን ናይ ዉሽጡን ዘካየዶ፡ ንኣባላቱ ጥራይ ዘሰልጠኖም 10 ግዜ ወግዓዊ መመረቕታ ጌሩ። ብዕለት 25/11/2021 ዝተኻየደ ድማ፡ መበል 11 ግዜ እዩ። ኣብዚ መመርቕታ'ዚ፡ 22 ደቂ ኣንስትዮ ዝርከብኦ ብድምር 107 ኣባላት ዓንበርበብ ሼር ካምፓኒ ካብ 3 ወርሒ ክሳብ 3 ዓመት ዝወሰደ ስልጠና ዘጠናቀቑተመረቕም።

ኣብቲ ናይ ምምራቕ ስነስርዓት ኣካያዲ ስራሕ ኣቶ ግርማይ ኣብረሀ ኣብ ዘስምዖ መደረ፡ እቲ ስልጠና፡ ኣካል ናይ'ቲ ኣብ መንእሰያት ዝካየድ ወፍሪ ምዃኑ ብምጥቃስ ሃገራዊ ረብሓ ከም ዘለዎ ክገልጽ ከሎ ድማ፡ ነቲ ብዲግሪ፡ ዲፕሎማን ሰርቲፊኬትን ዝረኸብዎ መዓርግ ኣብ ናይ ስራሕ ዓለም ብግብሪ ክሰርሕሉ ከለዉ ምልኣቶም ዘረጋግጽን ኣበርክተኦም ዘዕዝዝን ምዃኑ ኣረዲኡ።

ወኪል ሰልጠንቲ ብወገኑ፡ ኣብ ምዕዋት መደባት ትካላቶምን ምዕባለ ውልቃዊ ህይወቶምን ከም መንጠሪ ባይታ ዝጥቀምሉ ምዃኖም ገሊጹ።

እቶም ዝተረመቑ ብምልኦም መንእሰያት እዮም። ፍሉይነት ናይ'ቲ ዝወሰድዎ ስልጠና ድማ ምስ ምዕቡል ተክኖሎጂ ናይ ተሽከርከርቲ ስለ ዝተኣሳሰር እዩ። እዞም መንእሰያት ኩሉን ምዕቡላት ማሽነሪታትን ተሽከርከርትን ናይ ምጽጋን ብቕዓት ኣጥርዮም ስለዘለዉ፡ ናብ'ቶም እዚ ዕድል ዘይረኸቡ መዘንኦም ብዝተወደበ መልክዕ ከመሓላልፍዎ ትጽቢት ይግበረሎም።




# ወግዒ ልቢን ኣእምሮን

**ሄለን መኾታ**

ኣእምሮ፥ “ስምዕኒ'ንዶ ልቢ፡ ንሰብ ሰብ ዝገብሮ እንታይ እዩ?”

ልቢ፥ “ኢሂ ደኣ ናይ ደሓን ድዩ እዚ ሕቶኻ፧”

ኣእምሮ፥ “ብዛዕባ ሓደ ዓርኮም ከዕልሉ ጸኒሖምሲ `እዚ ሰብ ድዩ?!` ምባሎም ገሪሙኒ። ኣታሊልዎም እንድዩ፡ እዚ ኸኣ ናይ ሰብ እዩ። ማለተይሲ እቲ ዘየናሕሲ ኣንበሳ ወይ ተመን እንተርኢና፡ ክነኽሰካ ክመጽእ ከሎ፡ ክስዕመካ እናተመሰለ ኣይነኽሰካን'ዩ። ደቂ-ሰብ ግን ጕርሒ፡ ሽርሒ፡ ክፍኣት፡ ተበላጽነት ... ክንደይ'ሞ ክንብሎ። ዘይናቱስ ኣይነሃቦ፡ 'እንታይ ክኸውን ኣለዎ?' ካልእ ኣርእስቲ'ዩ። 'እንታይ እዩ?' ንዝብል ግን፡ ዝባኑ ዝኸደነ እከይ ፍጥረት እዩ። እዚ ፈጺምካ ከም ናይ ሰብ መዐቀኒ ክውሰድ ኣይከኣልን እዩ። ምናልባት 'ሰብ ካብ ካልኦት እንስሳታት ብምንታይ ይኸፍእ?' ንዝብል ሕቶ ምላሽ ምኾነ።”

ልቢ፥ “ብዙሕ ኣይተጋንን። ሰብ ከምቲ ኹሉ ፍጡር፤ ይፍጠር፡ ይውለድ፡ ይዓቢ፡ ይመውት። ምናልባት ናይ ሰብ ፍሉይ ዝገብሮ፡ ካብቶም ካልኦት ፍጡራት ንላዕሊ፡ ኣብ ልዕሊ ካልኦት ፍጡራትን ዓለምን ጽልዋ ስለዘሎዎ እዩ።”

ኣእምሮ፥ “እንህለኪ ኸኣ ዓለም ናብ እቶን ቀይርዋ! ዓለም ብማይን ሓውን ክትጠፍእ ደልያ።”

ልቢ፥ “ኣወዳኣኒ'ባ! ዝያዳ ኹሉ ንሰብ ሰብ ዝገብሮ ስምዒታቱ እዩ። ካብኡ ናብኡ ከኣ እዞም ክትብሎም ዝጸናሕካ ዘይኮኑስ፡ እቶም ብሓባር ከንብሩዎ ዝኽእሉ ስምዒታት እዮም።”

ኣእምሮ፥ “እቶም ከጸንቱና ዝደልዩ ዘለዉ ባህርያት ደኣ ንመን ክትህብዮም ደሊኺ? ዝሕሱ እንስሳ ወይ ገረብ ርኢኺ ኣለኺ? እቶም ምስ ሰብ ዝነብሩ ዘለዉ ድሙን ከልቢን እኳ ከም ሰብ ምትላል ክለምዱ ስለ ዝጀመሩ፡ ናብ በረኻ ተመሊሶም እንስሳዊ ግርህነታዊ ጠባዮም ክመልሱ ንጽዕር ኣለና። ገለ ገለ ምዕባለታት እኳ ኣሎዎ። ኣብ ደማሙ እኳ ደሓን እዩ፡ ብዘይካ ገለ ውሑዳት ገዲፍካ፡ ናይ ከባቢ እምበር ናይ ገዛ ምኽኑን ገዲፈንኦ እየን። ኣኽላባት'ውን ብዓቕሞም ካብ ገዛ ማሕዩር ወጺኦም ናይ ጸርግያ እናኾኑ መጺኦም ኣለዉ። ምዕራባዊ ባህሊ እንተ ዘይጸልይዎም ናብ ናብራኦም (መሮር) ክምለሱ ተኽእሎ ኣለዎም። ጸላኢና ምስ ሰብ ይንበር።”

ልቢ፥ “ኣብ ዓለም ብሰባት ዝተተግበረን ዝትግበር ዘሎን ኣብ ቦታ ሰባት ኣቲና ምስ ንርእዮ፡ ነቲ ተግባሪኡ ትርጉምን ምኽንያትን ኣሎዎ። ሰባት ክሕሰዉ ወይ ከታልሉ ከለዉ፡ ናብኡ ዝደፋፍኦም ምኽንያት ወይ ካብኡ ዘናግፎም ምርጫታትን ናይ ምምራጽ ዓቕሚን ስለ ዘይብሎም እዩ። እምበር፡ ኣነ ኣልዕል ኣቢለ ልቢ እንከለኹ `ሻሕለለ እየ፡` ኣይብለካን እየ። ኣብ ዓለም ዘጋጥም ኵሉ ምኽንያት እንተ ሃልዩዎ፡ ናይ ሰባት ባህሪ'ውን ከምኡ።”

ኣእምሮ፥ “ሰብ ካብ ገጽ ምድሪ እንተ ዝጠፍእ ዓለምና ኣብ ውሽጢ ሓጺር ግዜ፡ ካብቲ ሰብ ኣብ ዓለም ዝነበረሉ ዓመታት ንታሕቲ፡ ናብ ንቡር ክትምለስ ምኽኣለት። ንሰባት ክርእዮም ከለኹ ከም ኣሸገርቲ ተኻረይቲ ኮይኖም እዮም ዝስምዑኒ፡ ንኣካረይቶምን ጎረባብቶምን ምንባር ዝኸልኡ ናግራማት ተኻረይቲ።”

ልቢ፥ “ኣነ ኣፈይ መሊአ ንሰብ ሰብ ዝገብሮ ባህሪኡ እዩ፡ ስዒቡ'ውን ካብ ሰብ ዝፈልዮ ባህሪኡ እዩ። ሰብ እንከሎ ምስ ዘይሰብ ዘቝጽሮ ባህሪኡ እዩ ምበልኩ፡፡”

ኣእምሮ፥ “እምባእ ቍሩብ ሓንጐል ስለዘሎዎ እዩ እንተ ትብሊ ምሓሸኒ፡ ካብ ናይ ሰብ ዝሕይል ብልሒ ሓንጐል መን ኣሎዎ? እዛ ንርእያ ዘለና ዓለም እኳ ሳላ ሓንጐል ሰብ እኳ'ያ ኣብዚ ዘላቶ ደረጃ ዘላ። ዓለም ገዲፉ ምሉእ ኣድማስ ክውንን ዝጽዕር ዘሎ ሰብሲ ብስምዒቱ እዩ ዝምዘን ክትብሊ? ስምዒቱ እንተዝኸውን እሞ ካብ ዙረት ነብሱ ሓሊፉ ናብ ዋላ ሓንቲ ኣምበይምኸደን። በሊ ሰብ ንዓለም ብሓንጐሉ ኣማዕቢልዋ በቲ ውልቃውነት ዝዓብለሎ ስምዒታቱ ኸኣ ንሓዋሩ የዕንዋ ኣሎ።”

ልቢ፥ “ከምቲ `ቶም ገለ ገለጽቲ ንሰባት ሓንጎል ስለዘሎዎም ጥራይ ዝተፈልዩ ብሉጻት ፍጥረት እዮም ኢልካ ትዛረብ ከይትህሉ? ምኽንያቱ ኦክተፐስ ዝበሃል ሸሞንተ መሓውር ዘሎዎ እንስሳ ባሕሪ ሰለስተ ሓንጐል ዘሎዎ ስለዘሎ፡ ኣብ ውድድር ብብዝሒ ሓንጐል ልዕሊ ሰብ ምተጠቕሰ።”

ኣእምሮ፥ “ናይ ምምሃር ዘሎዎ ብልጸት ከም መዕቀኒ ሰብ ምወሰኽክዎ። ክመሃርን ክምዕብልን ዝኽእል ፍጥረት እዩ ኢለ ምገለጽክዎ። ንሱ ጥራይ ዘይኮነ ንግዜ ዝወዳደር ሓይሊ ዘሎዎ እኮ ናይ ሰባት ሓሳባትን ምህዞታትን እዮም። ምናልባት

ሰባት ኣብ ገለ ገደብ ግዜ፡ ናብ ዓለም በጺሖም ይሓልፉ ይኾኑ፡ ጽልዋኦም ግን ኣይመውትን። ንሳቶም ከኣ ብጽልዋኦም ብመንፈስ ይነብሩ። እዚ ርኢኺ ኣለኺ ናይ ሰብ እዩ ኢልካ ክትዛረበሉ ኣየሕፍርን እዩ።"

ልቢ፥ "በል ኣነ ዝብሎ ሰብ ብሓሳብ ዘይኮነ ብኣስተማቕሮ እዩ ዝነብር። እዚ እቲ ምሁር እየ ወይ ፈላጥ እየ ዝብል ካብቲ ህይወት ዝነብራ ዘሎ ምኩር ሰብ ዝፈልዮ እዩ። ኣነ ብዛዕባ ብልሒ ሓንጎል ክትንትኑ ከለዉ ዝገርመኒ ነገር ኣሎ። ናይ ሓደ ንቡር "normal" ሰብ ደረጃ ብልሒ ኣእምሮ ካብ ⅠⅠⅠⅠⅠⅠⅠ ክሳብ ⅠⅠⅠⅠⅠⅠ ይበጽሕ። ካብ`ዚ ንላዕሊ ኣዝዩ በሊሕ ይበሃል፡ ካብዚ ዝተጠቕሰ ንታሕቲ ኸኣ ናይ ኣእምሮ ድስካለ ዘሎዎ ተባሂሉ ይፍለ። ኣብ ንቡር ህይወት ከኣ እቲ ናይ ኣእምሮ ድስካለ ዘሎዎ ሰብ ትሑት ናይ ምምሃር ብቕዓት የርኢ። ብኣንጻሩ እቶም ልዑል ብልሒ ዘሎዎም፡ ፍጡን ናይ ምምሃር ክእለት ይውንኑ። እቲ ዘደንቀኒ ነገር ግን እዚ ኣይኮነን። ንብዙሓት ሓቲተ ኣብ ህይወቶም ሓጐስ ክህልዎም ሓደ ካብቲ ዝምነይዎ ነገር እዩ። እዚ ኸኣ ደቂ ሰባት ብልሒ ሓንጎል ምስ ምውናን ዝተሓሓዝ ዘይምኺኑ እዩ። እኳ ደኣ እቶም ትሑት ብልሒ ኣእምሮ ዝውንኑ፡ ናይ ኣእምሮ ድስካለ ኣሎዎም ዝበሃሉ፡ ካብቶም በላሕቲ ንብሎም ንላዕሊ፡ ፍሕሹዋት፡ ሕውሳትን ሕጉሳትን እዮም። እቲ ንሰብ ሰብ ዘብሎ ኣሎዎ ማለት'ዩ። ዝያዳ ብጭንቀት ኣእምሮ ዝሳቐዩ እቶም ካብ ንቡር ንላዕሊ ብልሒ ኣእምሮ ዝውንኑ ምኺኖም መጽናዕትታት ይሕብር እዩ።"

ኣእምሮ፥ "ባህርያት ሰባት ምስ እንስሳታት ከመሳስሎም እምበር ክፈላልዮ ዝኽእል መዐቀኒ ኣይኮነን። ኣረ ኣብ ገሊኡስ ካብ እንስሳታት ይኸፍኡ። ትፈልጢ እንስሳ ዝኸፍአ ወይ ዝጨከነ ክገብሮ ዝኽእል በሊዑ ክቐትለካ እዩ። ሰብ ነዚ ኣራቢሑ፡ ብዓይነት (ስነ-ኣእምራዊ፡ ስምዒታዊ፡ ሞራላዊ፡ ኣካላዊ...) ብዝሕን፡ (ብኢዱ፡ ብእምኒ፡ ብኻራ፡ ብብረት፡ ብስሚ፡ ብኻልእ ሰብ ...) የተግብሮ።"

ልቢ፥ ሰብ እንስሳዊ ባህሪ ከም ዘሎዎ ስሒተ ኣይኮንኩን፡ ከም መዐቀኒ ግን ኣይውሰድን። ከምዚ ሕጂ ንካትዖ ዘለና ብዛዕባ ፍጥረት ሰብ እንታይ እዩ? ሰባት ብውጺኢት ባህሪኦም ክሕተቱ ኣለዎምዶ? ማለት ሕግን ተሓታትነት ተግባራዊ ድዩ? ኣብ ዝብል ዛዕባ፡ ኣብ መጽሓፍ ናይ ስነ-ገበን ዘንበብክዎ ክነግረካ'ሞ ገለ እንተ ዓገብካላ። ኣብቲ መጽሓፍ ብዙሕ መግለጺታት ሰብን ባህርያቱ ኣሎ። እታ ንዓይ ዝተዋሕጠትለይ ግን፡ "ሰብ እንስሳዊ ስምዒታት ወይ ድፍኢታት ኣሎዎ። ጐድኒ ጐድኑ ኸኣ ነዞም ስምዒታት ክቈጻጸር ክኽእል ብቕዓት ዝተዓደሎ ፍጥረት እዩ።" ካብ ካልኦት እንስሳታት ዝፈልዮ ማለት እዩ። "ስለዚ ብሰንኪ ነዞም ስምዒታትን ድፊኢታትን ዘምቀጽጻሩ ዝሰዓበ ዘይሰብኣዊ ባህርያት ተሓታቲ እዩ፡" ይብሉ፡ ኣነ'ውን ምስኦም ኣለኹ።

ኣእምሮ፥ ክሓተኪ'ባ ስምዒት ድዩ ዝቕድም ሓሳብ?

ልቢ፥ እዋ ... ምሳኻ ክዛረብ መሬት ዓሪቡኒ! ቻው!

## ወርቃዊ ጥቕስታት

"ፍልልይ ኣብ ሞንጎ ሂወትን ቤት ትምህርትን እንታይ ምዃኑ ትፈልጡዶ? ኣብ ቤት ትምህርቲ፣ መጀመርታ ትመሃር፣ ድሕሪኡ ትፍተን። ኣብ ሂወት ግና መጀመርታ ኢኻ ትፍተን። ደሓር ካብቲ ፈተና ብዙሕ ትመሃር"

*Tom Bodett*

"እቶም ናብ ቤት ትምህርቲ እናኸዱ ኣብ መገዲ ዝጠፍኡ (ዝሸኽዑ) ሰባት፣ ነቲ መገዲ ምሉእ ሂወቶም ኣይረኽብዎን እዮም"

*German Proverb*

"ነቲ ተሞክሮ ብልቦና እንተተጠቒምካሉ፣ ብላሽ ዝጠፍእ ግዜ የልቦን"

*Augusta Robin*

"ደብዳቤይ ካብ ወትሩ ዝጽሕፈልካ ቅሩብ ኣንውሕ ኣቢለዮ ኣለኹ። ይቕሬታ! ግዜ ስለዝሰኣንኩ እየ?

*Blaise Pascal*

"ብዛዕባ ዓቕን ልደት ጽሕድኻ ብዙሕ ኣይትሸገር። ብዓይኒ ህጻናት ኩሎም ጽሕድታት 30 ጫማ እዩ ቁመቶም"

*Helen Steiner Rice*

"ፍቕሪ እንተሃሊዩካ፣ ካልእ ዘድልየካ ነገር የብልካን። ፍቕሪ እንተዘሃልዩካ እውን ካልእ ክንድቲ ዘገድስ ኣይኮነን"

*Sir James M.Barrie*

"ካብ ሃገርካ እንታይ ትደሊ ዘይኮነ፣ ሃገርካ ካባኻ እንታይ ትደሊ ሕተታ?"

*John F. Kennedy*

"ሰብ፣ ኣእጋሩ ኣብ ሃገሩ ክተኸለን ኣለዎ። የዒንቱ ግና ንዓለም ክምርምራን ከጽንዓን ኣለወን"

*George San*

# ንፉዕ ሰብ ከመይ ዝበለ'ዩ?

*መዘክር ሃብተ*

ንፉዓት ክነሶም ከም መንፈዓትም ዘይረኸቡ ሰባት ሙቻም ኣብ ብዙሕ ናይ ሂወትኩም ኣጋጣሚታት ኣጋጢሞምኹም ይኾኑ እዮም። ዕድሎም ድዩ ሓሚቐ ዋላስ ጽሕፍተኦም'ዩ ኮይኑ? ክንደየናይ። ንዓይ ከም ዝመስለኒ ብርግጽ እቶም ወሃብቲ ግብረ-መልሲ ንፉዓት ሰባት ዝበሃሉ ንፉዕ ሰብ ስሞም ስለ ዝኾነ ጥራይ'ዩ።

መንፍዓት ሎተሪ ማለት ኣይኮነን። ድሕሪ ብዙሕ ጻዕሪ፡ ሓርኮትኮት፡ ድኻምን መስዋእትን ዝመጽእ እዩ። ሓደ ሰብ ኣብ ሓደ ዝተወሰነ ነገር ክነፍዕ ከሎ ዓሰቢ መንፍዓቱ ከም ዝረክብ ፈሊጡ'ዩ ዝብገስ። ዓሰቢ መንፍዓት ከኣ ብዘይጥርጥር ኣዝዩ ምቁር'ዩ።

ኣብ ጉዳይ መንፍዓት ኣብ ገለ ገለ ዝርኣ ኣዝዩ ዘጉሂ ፍጻመ ኣሎ። ንሱ ኸኣ ንንፉዕ ሰብ ምድቋስ'ዩ። ግን ስለምንታይ? ንፉዕ ሰብ ንኹሉ ነገራት'ዩ ብእወንታ ዝጸልዎ። እወንታውነት ከኣ ናብ ብልጽግና'ዩ ዘምርሕ። በዚ ከይኮነ ኣይተርፍን ከኣ ኩሉ ሰብ ንንፉዕ ሰብ የድንቖን ይፈትዎን። ካብ ብሱል ጥረ ዝበለ ምስላ ብምምሳል ግን፡ ንፉዕ ሰብ ጥይቶም ዝኾነ ሰባት እንሆ ይስዕቡ፥

ርእሰ መትከል ዝጸልኡ ኣለዉ። ርእሰ መትከል ማለት ቀላሲ መራሒኻ ኣብ ኩለንትኣዊ ጉዕዞኻ እዩ። ሰብ ከኣ ዘንፍዑዎ ዝተወሰኑ ስልትታት'ዩ ከም ርእሰ መትከል ናቱ ዝወስዶም። ምስ'ቲ ዘለዎ ቦታ ዝጠልቦ ሓባራዊ መትከል እናተሳነየ ዝኸይድ። ርእሰ-መትከል ናይ'ቲ ዝነፍዐ ሰብ ምስ ውልቃዊ መትከላቶም ዘይሳነ እንተደኣ ኮይኑ ኣንጻር ንፉዕ ሰብ ክለዓሉ ግዜ ኣይወስደሎምን። ኣብ ሓደ ሕብረተሰብ፡ ትካልን ሃገርን ሓባራውን ፍትሓውን ርእሰ-መትከል ናይ ሕብረተሰባት፡ ትካልን ሃገርን ከም ዘካይድ እምበር ውልቃውያን መትከላት ቦታ ከም ዘይብሎምን ንሕብረተሰብን ስራሕን ኣዕነውቲ ከም ዝኾኑ ዝዘንግዑ እዮም።

ርእሰ-ተኣማማንነት ናይ ንፉዓት ሰባት ዘፍርሖምን ንዕቀት ኮይኑ ዝረኣዮምን ብቕጽሪ ብርክት ዝበሉ እዮም። ስለምንታይ'ዮም ሰባት ንርእሰ ተኣማማንነት ዘለዎም ሰባት ዝፈርሑ እንተደኣ ኢልና ግን ነብሰምትሓት ስለ ዝሰምዖም እዮም። እቶም ንዕቀት ኮይኑ ዝረኣዮም ግን ሰሪ ሰንኮፍ ኣተሓሳስብኦም እዮም።

መሰል ንፉዓት ሰባት ዝግህሱ ኸኣ እቶም ዘይሓዊ በሰላ ኣብ ኣእምሮ ንፉዓት ሰባት ዝወቅጡ እዮም። ኩሉ ግዜ መንፍዓት ሓደ ሰብ ኣብ ሓደ ሰብ ተወሲኑ ንኸይተርፍ ምእንቲ ምስ እኩብ ጉጅለታት ከም ዝዋሳእ'ዩ ዝግበር። ከም'ቲ ኣብ ትሕቲ ከፈር ዝተቐመጠ መብራህቲ ገዛ ምሉእ ከብርህ ዘይክእል፡ ከምኡ ከኣ መንፍዓት ሓደ ሰብ ኣብ ነብሱ ጥራይ ተሓጺሩ እንተተሪፉ መንፍዓቱ ንዓለም ክጠቅም ኣይክእልን እዩ። ሕቡእ መንፍዓት ክሳብ ዝኾነ። በዚ ምኽንያት'ዩ ከኣ ዓለም ንፉዓት ሰባት ዘበርከትዎ ገስጋሲ ስራሕ ክትምገብ ባይታ ተጣጥሓሎም። ኣብ'ቲ ባይታ ኸኣ ብምውሳኽ መተባብዕን ዓስቢን ጻዕርም ተዳልወሎም። ዝተዳለወሎም ዓስቢ ክወስዱ ኢዶም ዝርግሕ ከብሉ ከለዉ ግን፡ በዓል ሽላ ቆሊብ ቦግ የብልዎ። ጻዕሪ መንፍዓቶም ምስ ዝቐጽል እውን ናይ መቐጸልታ መንፍዓቶም ዓስቢ ሽታ ማይ ይገብርዎ። በዚ ኸኣ መሊኡ ዝፈሰሰ መንፍዓት ባዶነት ይኸውን ማለሰ።

እንተስ ተደቀሱ እንተስ ተሓብሒቡ ንፉዕ ሰብ ልክዕ ከም ትኪ መውጽኢ ኣይስእንን'ዩ። ከም'ቲ ጥሉል ክራማት እንተዘይሃለወ፡ ወቕቲ ክራማት ካብ ዓውደ-ኣዋርሕ ትሕከኽ ዝመስሎም ዓያሹ ግን ኣይኮነን ኣተሓሳስባ ንፉዕ ሰብ። ሕነ ዓሰቢ መንፍዓቱ ክፈዲ ዋላ ሰብ-ሰርሖ (artificial rain) ክምህዝ ይኽእል እዩ።



ሃበርም

# “ባሕሪ አስተማቕር ምህላወይ ሕጉስቲ እየ”

## ዶ/ር ሳሌም መኩነን

*ካብ ናይ መባእታ ደረጃ ኣካዳምያዊ ትምህርታ ኣትሒዛ ክሳብ 11 ክፍሊ ትበጽሕ ብልጫ እናወሰደት'ያ ዛዚማቶ። ኣብ ዓመተ 2008/2009 ናይ 12 ክፍሊ ደረጃ ትምህርታ ንምዝዛም ወተሃደራዊ ታዕሊም ንምውሳድን ምስ ኣባላት 22 ዙርያ ናብ ሳዋ ወሪዳ። ኣብ ሃገራዊ መልቀቒ መርመራ ምሉእ ነጥቢ (4) ብምምዝጋብ ናብ ኮለጅ ሓፈሻዊ ሕክምናን ሕክምና ስንን ክትጽንበር በቒዓ። ኣብ`ቲ ኮለጅ ኣዝዩ ጽቡቕ ነጥቢ እናመዝገበት ድማ ንናይ ዶክትረይት ትምህርታ ብዓወት ዛዚማቶ። ዶክተር ሳሌም መኩነን ኣብ ሆስፒታል ባጽዕ ፈለማ ኣብ ግራር፡ ኣብ`ዚ እዋን`ዚ ድማ ኣብ ኣማተረ ዝርከብ ሆስፒታል ከም ሓፈሻዊ ሓኪም ኮይና ካብ ተገልግል ድሮ 4 ዓመታ ኣቑጺራ ኣላ።*



**◆ ክንዮ`ቲ ዶክተር ሳሌም ዝብል መጸውዒ፡ መን ኢኺ?**

ብቐንዱ ናይ ስድራይ ውልድቲ'የ። በቲ ኻልእ ኸኣ ሓፍቲ'የ። መሓዛ'የ። ግቡእ ኣገልግሎት ክረኽቡ ንዝመጽኡኒ ሕሙማት ድማ ሓኪም'የ። ልዕሊ ኹሉ ኸኣ ሃገረይ፡ ህዝበይን መንግስተይን ዝፈቱ እየ።

**◆ ቁልዓ እንከለኺ ትብህግዮ ዝነበርኪ ሞያ እንታይ'ዩ ነይሩ?**

ካብ ቁልዕነተይ ካብ ህጻንነተይዶ ዋላ ክብለካ ኣትሒዘ ኣብ ወረቐት ምጭሕጋር እፈቱ ነይረ። ንወላዲተይ ከኣ ኣብ ወረቐት ጽሒፈ ዝጸሓፍክዎ እናኣርኣኹ ርኢኺ ማማየይ ምስ ዓበኹ ዶክተር ክኸውን'የ እብላ ነይረ። ስለዚ ካብ ብቑልዓይ እንከለኹ ዝነበረኒ ባህጊ እንተነይሩ ሓኪም ምዃን'ዩ። ካብኡ-ናብኡ ኸኣ ሓደ ሓደ ናይ ኣእምሮ ጸገም ዘለዎም ሰባት እናረኣኹ ስለ ዝዓበኹ ናይ ኣእምሮ ሓኪም ክኸውን'የ ዝብህግ ነይረ። ኣብ መወዳእትኡ ኸኣ ኣብ ናይ ኣደን ህጻንን ኣድሂበ። ክሳብ ሕጂ-ኸኣ ንዕኡ እሰርሓሉ ኣለኹ።

**◆ ብመንጽር ግዜ ንሞያኺ ብኸመይ ትገልጽዮ?**

ልዕሊ ዓቕን ግዜኻ ዝሕዝካ ሞያ'ዩ። ዋላ ገዛኻ ከይድካ'ውን ብዛዕባ እቶም ኣብ ሆስፒታል ዝገደፍካዮም ሕሙማት ኢኻ ትሓስብ።

**◆ እዚ ሕጂ በጺሕክዮ ዘለኺ ደረጃ ናይ መን ውጽኢት'ዩ ትብሊ?**

መጀመርታ ናይ ወለደይ። ብድሕሪኡ ኸኣ ናይ ህዝበይን መንግስተይን ውጽኢት'ዩ። ምኽንያቱ ዶክተር ኮይነ ትምህርተይ ንኽዛዝም ዝኸፈልክዎ ገንዘብ የለን። እቲ ንሕብረተ-ሰብ ክወጽእ ዝነበሮ ገንዘብ'የ ኣነ ተማሂረሉ። በዚ መሰረት'ዚ ኸኣ ኣነ ድምር ውጽኢት ናይ'ዞም ክጠቕስልካ ዝጸናሕኩ ኣካላት'የ።

**◆ ካብ ኣባላት ስድራቤትኪ ዝጸለኹዮም ኣለዉዶ?**

ኣብ ገዛና ኣነ ቦኹሪ'የ። ነቶም ንኣሽቱ ኣሕዋተይ ከኣ ንዓይ ክመስሉ ጸልየዮም'የ ኢለ'የ ዝኣምን። ክሳብ ሕጂ'ውን እጸልዎም ኣለኹ'የ ዝብል።

**◆ ሕውስትን ምቕልልትን ምዃንኪ ካብ ተገልገልቲን መሳርሕትኽን ሰሚዐ'ለኹ። ናትኪ ድዩ ወይስ ናይ ወለድኺ?**

ብዙሓት ሰባት ናይ ኣደይ ጠባይ ከም ዝወሰድኩ ይነግሩኒ`ዮም።

**◆ ከም ሓፈሻዊ ሓኪም ኴንኪ ዝሰራሕክሉ ቦታታት?**

ካብ 2018 ኣትሒዘ ኣብ ከተማ ባጽዕ'የ ዝሰርሕ ዘለኹ። ንኽልተ ዓመት ምሉእ ኣብ ግራር ኣብ ኩሉ ዲፓርትመንት ናይ`ቲ ሆስፒታል ከም ሓፈሻዊ ሓኪም ኮይነ ድሕሪ ምግልጋለይ፡ እቲ ዝተረፈ ኸኣ ብዝወሰድኩዎ ፍሉይ ትምህርቲ ኣብ ኣማተረ ዝርከብ ማእከል ጥዕና ህጹጽ ረዲኤት ኣደን ህጻንን (Emergency maternal neonatal obstetric care) ከም ሓፈሻዊ ሓኪም ኮይነ ንህዝበይ ኣገልግል ኣለኹ።



**◆ ኣብ ከተማ ባጽዕ ምስ መጻእኪ ደስ ዝበለኪ ነገር እንተሎ?**

ገና ከይተመደብኩ እንከለኹ ኣትሒዘ ንመማህርተይ ኣብ ባጽዕ ተመዲበ'የ ክሰርሕ ዝደሊ ዝብሎም ነይረ። ምኽንያቱ ካብ ኣስመራ ናብ ባጽዕ ንዙረት እመጽእ ስለ ዝነበርኩ ንባጽዕ ኣዝየ እፈትዋ'የ። እቲ ቀንዲ ምኽንያት መፍተውየይ ከኣ ብቐንዱ እቲ ባሕሪ'ዩ። ባሕሪ ክፈቱ መዓት'የ። ኣዝዩ እዩ ደስ ዝብለኒ። ብዘይ ጸገም ከስተማቕሮ ዕድል ምርካበይ ኣዝየ ሕጉስቲ እየ።

**◆ ኣብ'ዚ ቦታ ምስ መጻእኪ ዘይተዓወትኩሉም ጉዳያት?**

ኣብ ውሽጢ እዚ 4 ዓመታት በጺሐየን ዘለኹ ደሴታት 3 ደሴታት ጥራሕ'የን። ስለዚ ብዙሓት ካብ ደሴታትና ክበጽሕ ነይሩኒ እኳ እንተኾነ፡ኣይተዓወትኩን። ብሕጂ ኣብ ብዙሓት ካብ'ዘን ዘለዋና ደሴታት ክበጽሕ ከኣ ተስፋ እገብር።

**◆ እተን ዝበጻሕክየን ደሴታት ክትጠቕስለይ ምደለኹ?**

ሓምላይ ደሴት (ደሴት ሸኽ ስዒድ) ደሴት ደሴ፡ ደሴት ሓራት።

**◆ ስሩዕ ዝኾነ ቅርጺ ኣካላት'ዩ ዘለኪ ስፖርተኛ ዲኺ?**

ተጻዋቲት ባስኬት ቦልን ቮሊቦልን'የ ነይረ። ኣብ ባጽዕ ምስ መጻእኩ ኸኣ ኣብ ምሕንባስ ክነጥፍ ጀሚረ።

**◆ ክንዮ ምሕንባስ ከ?**

ኣብ ፈደረሽን ቅድድም ባሕሪ ኣብ ምእላይ ደቀ ንስትዮ እነጥፍ።

**◆ ከም ሓኪምን ስፖርተኛን መጠን ኣመጋግባኺ ከመይ'ዩ?**

ብዝተኻእለኒ መጠን ዝተመጣጠነ ኣመጋግባ'የ ዝኽተል። ኣብ ባጽዕ ክሳብ ዝሃለኹ ኸኣ ዓሳ ብብዝሒ'የ ዝምገብ። በዚ ኣጋጣሚ'ዚ ክሕብረካ ዝደሊ ዓሳ ዝፈትዎ መግቢ'ዩ። ሽኮራዊ ኮነ ኣልኮላዊ መስተ'ውን ኣይወስድን'የ።

**◆ ትፈትውዮ መስተ**

ጽሩይ ማይ።

**◆ ኣብ ከተማ ባጽዕ ሙብጣሕቲ ተካይዲ ምኻንኪ ሰሚዐ ኣለኹ። እንታይ ዓይነት መጥባሕቲ ኢኺ ተካይዲ?**

መጥባሕቲ ሕርሲ።

**◆ ተዘክሮኺ ኣብታ ናይ ፈለማ ዘካየድክያ ሙብጣሕቲ ሕርሲ**

ክልተ'የን። እታ ሓንቲ ኣብ ዕዳጋ ሓሙስ ዝገበርክዋ ኮይና ሲንየረይ ዝነበርዋ እያ ነይራ። እታ ኣብ ባጽዕ ዘካየድኩዋ ግና እቶም ናተይ ሲንየር ብዕረፍቲ ናብ ኣስመራ ዝኸዱሉ ኣጋጣሚ ዝነበረትን ዝኾነ ልዕለይ ረዳኢ ሓኪም ክረኽበላ ዘይከኣልኩን እያ ነይራ።

**◆ ከመይ እሞ ነይረን?**

ክልቲኤን ዕውታት'የን ነይረን።

**◆ መጥባሕቲ ዘድልየን ኣዴታት ከመይ ዝበላ'የን?**

ንኣደን ህጻንን ክሃሲ ዝኽእል ጸገማት ዘጋጠመን ኣዴታት'የን። ንኣብነት ልዑል ጸቕጢ ደም ዘለወን፡ ብርቱዕ መድመይቲ ዘለወን፡ ምጭናቕ ናይ'ቲ ዝውለድ ዘሎ ቆልዓ ምስ ዝፍጠር፡ ሕማቕ ኣመጻጽኣ ናይቲ ቆልዓ ዘጋጠመን፡ ጽበት ጎሎ ዘለወን፡ ስሕት ኢሉ ኸኣ ደንጉየን ማለት ዕድመ ምስ ደፈኣ ዝጠንሳ ኣዴታት...... ወዘተ።

**እታ ዝነወሐት ግዜ ዝወሰደትልኪ ሙብጣሕቲ ሕርሲ ክንደይ ሰዓታት ወሲዳትልኪ ?**

ሽዱሽተ

**◆ ኣይነውሐን!?**

ነዊሑ'ምበር። ኵነታታት ከቢድ እዩ ነይሩ። ሪፈር ተባሂለን ካብ ርሑቕ ቦታታት ዝመጽኣና ኣዴታት ኣለዋ፡ እዛ ኣደ ሓንቲ ካብኣተን ኮይና ክሳብ ምእላይ ናይ ማህጸን ብሙብጣሕቲ የድልያ ስለ ዝነበረ ኸኣ'ዩ ነዊሕ ሰዓታት ወሲዱለይ።

**◆ ሓንቲ ኣደ ቅድሚ ናይ ሕርሲ ሙብጣሕቲ ምግባራ ክትገብሮም ዘለዋ ነገራት እንተለዉ?**

መጀመርታ ካብ እዋን ጥንሲ ኣትሒዛ ስሩዕ ምክትታል ክትገብር ኣለዋ። ኣብ እዋን ሙብጣሕቲ ኸኣ ስድራቤታ ሒዛ ክትመጽእ ኣለዋ። ምኽንያቱ ሙብጣሕቲ ክትገብር እንተደኣ ተወሲኑ፡ ደም ከድልያ ስለ ዝኽእል ምስኣ ክህልዉ ኣለዎም። ጨርቂ ቆልዓ፡ ንዓኣ ዝኸውን ቅያር ክዳውንቲን ድማ ክትማላእ ኣለዋ።

**◆ ኣብ እዋን መጥባሕቲ ፍሉይ ኣተኩሮ ክግበረሎም ዘለዋ?**

ሓፈሻዊ ኵነታት ናይ'ቲ መጥባሕቲ ዝገብር ሰብ ኣገዳሲ'ዩ። ንኣብነት ስርዓተ ምስትንፋሱ፡ ዓይነት ደሙ፡ ሕዱር ሕማም ከይህልዎ.... ወዘተ ክረጋገጽ ኣለዎ።

**◆ ብቑጽሪ ክሳብ ክንደይ ዝኣኽሉ ከበድትን ፈኮስትን ሙብጣሕቲ ኣካይድኪ ኣለኺ?**

140 ንቡር ሙብጣሕቲ ሕርሲ (Independent cesareansections,) 5-7 ምእላይ ናይ ማህጸን(supervised n independent hysterectomies) ከባቢ ሓሙሽተ (5) ዝኾኑ ድማ ብሰንኪ ክሸቦ ዝሰዓቡ (cystectomies) ኣካይደ ኣለኹ።



**◆ ንብቕዓት ናይ`ቶም ኣብ እዋን መብጣሕቲ ዝተሓጋገዙኺ ሓካይም ክትገልጽልና ምደለኹ?**

እቲ ዝገርመካ ኩላትና መንእሰያት ኢና። ጌና ሕጂ ኢና ነቲ ስራሕ ናተይ ኢልና ንሕዞ ዘለና። ብዘይ ቀለዓለም ከኣ ኩላትና ሓላፍነታውያን ኢና። ከይተዳህሉ ብተገዳስነትን ብጽፈትን'ዮም ዝሰርሑ። ብፍላይ ሓደ ከም ሓሙስ (anesthesist) ኣለና ብውልቀይ ክግምግሞ እንከለኹ ኣዝዩ ደኺመ ዘይብልን ህርኩቱን'ዩ ኩሉ ግዜ ኣብ ቦታ ስርሑ ኣሎ፡ ኣዝየ ድማ ኢድንቖ።

**◆ ኣብ መብዛሕቲኡ ሞያታት ብፍላይ ከኣ ኣብ ሞያ ሕክምና ዓቕሊ ወሳኒ'ዩ። ንስኺኸ ከመይ ኢኺ?**

ብፍላይ ኣብ እዋን ህጹጽ ረድኤት ዓቕሊ ኣዝዩ ወሳኒ'ዩ። በዚ መንጽር ንነብሰይ ክርእያ እንከለኹ፡ ዓቃል ኢለ'የ ዝሓስብ።

**◆ ካብ ተመኩሮኺ ንሞያ ሕክምና ብኸመይ ትገልጽዮ?**

ሞያ ሕክምና ኣድካሚ ግና ኸኣ ኣዕጋቢ፤ ተኣፋፊ ግና ኸኣ ውሑስ ውጽኢት ናይ ህይወት ዝርከቦ ሞያ'ዩ።

**◆ ሓንቲ ኑብሰ ጾር ኣደ ጥዕናኣን ጥዕና ናይቲ ኣብ ማህጸና ዘሎ ዕሸልን ንምሕላውን እንታይ ክትግበር ኣለዎ?**

ሓንቲ ጓል ኣንስተይቲ ልክዕ ኣደ ምዃን ትጅምረሉ እዋን ድቂ ኣብ ማህጸና ካብ ዝሓዘትሉ ንደሓር'ዩ። ካብ ሽዑ ጀሚራ ኸኣ ኣብ`ቲ ኣብ ጥቕኣ ዝርከብ መደበር ጥዕና ከይዳ ስሩዕ ምክትታል ክትገብር ኣለዋ። ብተወሳኺ ድማ እቲ ኣብ ማህጸና ዘሎ ዕሸል እታ ኣደ ዝበልዓቶ ዝበልዕ፡ ዝሰተየቶ ዝሰቲ፡ ዘስተንፈሰቶ ዘስተንፍስ ስለዝኾነ ስሩዕ ዝኾነ ዝተመጣጠነ ምግቢ ክትወስድን ጽሩይ ኣየር ከተስተንፍስን ኣለዋ። ኣልኮላዊ መስተን ሽጋራን ተዘውትር እንተደኣ ነይራ ኸኣ ከተቋርጾ ኣለዋ።

**◆ ኣብ ኣካላዊ ምንቅስቓስ ከ?**

ፈኩስ ዝኾነ ምንቅስቓስ ኣካላት ከተዘውትር ኣለዋ።

**◆ ድሕሪ ሕርሲ ኸ?**

ኣብ`ዚ እዋን'ዚውን ጽቡቕ ዝኾነ ኣመጋግባ እንተደኣ ተመጊባ'ያ እኹል ዝኾነ ጸባ ነቲ ህጻን ክትምግቦ ትኽእል። ድሕሪ ሽዱሽተ ወርሒ ኸኣ እኹል መኣዛ ዘለዎ ፈሳሲ መግቢ ክትምግቦ ይግባእ።

**◆ ዘይተደልየ ጥንስን ሕርስን ንምውጋድ እንታይ ክግበር ኣለዎ ትብሊ?**



እቲ ዘጋጥም ጥንሲ ኣብ ትሕቲ ዕድመ መንእሰያት የጋጥም'ዩ። ካብ ሓዳር ወጻኢ'ውን የጋጥም'ዩ። እዚ ኸኣ ብሰንኪ ዘይምጥንቃቕን ንቕሓት ዘይምህላውን ዝፍጠር ስለዝኾነ ኣብ ኩሉ ኣካል ሕብረተ-ሰብ፡ ኣብ ኣብያተቤት ትምህርቲ ኸኣ ብፍላይ ናይ ንቕሓት ኃስጓሳት ክካየድ ኣለዎ? ብቐንዱ ግና ክሳብ ዕለተ መርዓኻ ምሕራም ብድሕሪኡ ኸኣ ሓደ ምስ ሓንቲ ምጽናዕ ብሳልሳይ ደረጃ ኸኣ መከላኸሊ ምጥቃም እቲ ዝበለጸ ኣገባብ ምውጋድ ናይ ዘይተደልየ ጥንስን ሕርስን'ዩ።

**◆ መንእሰያት ደቀንስትዮ ኣብ`ዚመዳይ'ዚ ንዘለወን መረዳእታ ብኸመይ ትገልጽዮ?**

ኣብ`ዚ ዘባ ክርእዮ እንከለኹ፡ ትሑት መረዳእታ'ዩ ዘለወን።

**◆ ካብ ናይ ስራሕ ሰዓታት ወጻኢ ንእትረኽብዮ ትርፊ ግዜ ኣብ ምንታይ ተሕልፍዮ?**

ኣብ ምሕንባስን ቮሊቦል ኣብ ምጽዋትን ኣብ ምንባብን'የ ዘሕልፎ።

**◆ ትመልክዮም ቋንቋታት?**

ትግርኛን እንግሊዝን።

**◆ ዘይገበርክዎ ኢልኪ ትጠዓሰሉ እንተሎ?**

የብለይን።

**◆ ኣዚኺ ዝተሓጎስክላ ዕለት?**

እታ ንነዊሕ ዓመታት ዝተጸበኹዋ ዕለት፥ ዕለተ መመረቕታይ።

**◆ ናይ መጻኢ መደባትኪ እንታይ'ዩ ዘሎ?**

ኣዴታት ከሕርስ'የ ዝውዕል ዘለኹ(ስሓቕ) ስለዚ ኣደ ክኾውንን በዚ ዓውዲ'ዚ ስፐሻሊስት ክብልን'ዩ ዘሎ ናይ ቀረባ መደባታይ።

**◆ ኣብ መዛዘሚ ትብልዮ እንተሎ?**

ንኣብ ክፍሊ መወለዳን ዘለዉ ኣባላት (MCH) ስለቲ ዘይሕለል ጻዕሮምን ተገዳስነቶም ብፍሉይ ከመስግን ዝደሊ።

*መርሃዊ ታደሰ*

## ኣካዳሚ



# ኣጸናንዓ ዓውደ-ትምህርቲ ቍጽሪ

ጀሚል ስዒድ

ዓውደ-ትምህርቲ ቍጽሪ ካብ ካልኦት ዓይነታት ዓውደ-ትምህርቲ ፍልይ ዝበለ'ዩ። ምኽንያቱ ኣብ ዓውደ-ትምህርቲ ቍጽሪ ኣብ ክንዲ ፊደል ጥራይ፡ ዝተፈላለየ መወከሊታት፡ ቅመራታት፡ መስርሓት፡ ምዕሪታት፡ ወዘተ ስለ ንጥቀም'ዩ። እዞም ዝስዕቡ ኣገባባት እምበኣር፡ ኣብ ዓውደ-ትምህርቲ ቍጽሪ ዕውት ክትከውን ዝሕግዙ'ዮም፤

# ዓውደ-ትምህርቲ ቍጽሪ፡ ብምንባብን ናይ መምህር መግለጺ ብምስማዕን ጥራይ ክጽናዕ (ክምለኽ) ዝከኣል ስለ ዘይኮነ፡ ንጡፍ ተዋሳእነት የድሊ። እዚ ማለት ነፍሲ-ወከፍ ዝወሃበካ ዕዮ-ገዛ፡ ዕዮ-ኽፍሊ ክትሰርሕ ኣለካ። ነዚ ዕዮታት'ዚ ምስራሕ፡ ነቶም ዝተፈላለዩ መወከሊታት (symbols)፡ ቅመራታት (formula)፡ ምዕሪታትት (equations) ... ክትመልከም የኽእለካ።

# ኣርእስቲታት ናይ ዓውደ-ትምህርቲ ቍጽሪ፡ ዝተሓሓዙ እዮም። ዝሓለፈ ኣርእስቲ ምስ ናይ ሎሚ ዝተኣሳሰረ'ዩ። ስለዚ ናይ ትማሊ መግለጺ እንተ ደኣ ዘይተረዲኡካ፡ ናይ ሎሚ ንኽርደኣካ ኣጸጋሚ ይኸውን። ስለዚ ኣብ ነፍሲ-ወከፍ ክፍለ-ግዜ (ፔሬድ) ብመምህር ዝወሃበካ መግለጺ ኣቕልበሉ። ብተወሳኺ፡ ገዛ ምስ ከድካ፡ ካብ ዝተፈላለዩ መጽሓፍቲ፡ ዝተፈላለዩ ሕቶታት ብምስራሕ ርድኢትካ ከተዕብዮን ከም ዘይትርስዖን ክትገብር ትኽእል ኢኻ።

# ዓውደ-ትምህርቲ ቍጽሪ ካብቶም ካልኦት ዓውደ-ትምህርቲታት፡ ቍሩብ ፍልይ ዝበለን ደጋጊምካ ብምልምማድ ዝምለኽን ስለ ዝኾነ፡ ዝበዝሐ ናይ መጽናዕቲ ግዜ ሕዝኣሉ።

# ዓውደ-ትምህርቲ ቍጽሪ ብምሽምዳድ ከተጽንዕ ኣይትፈትን። እቶም መስርሓት (steps)፡ ሓደ ብሓደ ከመይ ከም ዝስዕቡ፡ ነቶም ፎርሙላታት ከመይ ከም ንጥቀመሎም ብዕምቈት ተረድኣዮም። ከምዚ ምግባር፡ ካብቶም ብመምህር ዝተዋሃቡኻ ኣብነታት ፍልይ ዝበሉ ሕቶታት ምስ ዘጋጥሙኻ፡ ብዘይ ገለ ጸገም ክትፈትሓም የኽእለካ።

# ዓውደ-ትምህርቲ ቍጽሪ፡ ፍልይ ዝበሉ ቛንቛ ስለ ዝኾነ ነቶም ኣብኡ ትርኽቦም ናይ ስነ-ቍጽሪ ቃላት ብጥንቃቐ ኣጽንዓዮም። ኣብ ዓውደ-ትምህርቲ ቍጽሪ ንጥቀመሎም ቃላት ንኣብነት፡ ሳይን፡ ኮሳይን፡ ታንጀንት፡ ሃይፖተንስ፡ ኳድራቲክ፡ ፖሊኖሚያል ፈሊኻ ብምጽሓፍ ትርጉሞም ብንጹር ፍለጦ። ከምዚ ምግባር ነቲ ትምህርቲ ንኽትመልኮ ኣዝዩ ሓጋዚ'ዩ።

# ስለምንታይ ቍጽሪ ትምሃር ኣለኻ ክምልሶ ፈትን። ምስ እትምሃሮም ካልኦት ዓይነት ትምህርቲታት (ስነ-ፍልጠት፡ ጂኦግራፍ ...) ብኸመይ ይዛመዱ ኣለዉ። ሓደ ምዕራፍ ናይ ቍጽሪ ክትምሃር እንከለኻ ብዛዕባኡ መጽናዕቲ ግበር። ኣብ ኣየናይ ዓውደ-ስራሕ ብግብሪ ይስራሓሉ ክትፈልጥ ፈትን። ቍጽሪ ኣብ ምሉእ ዓለም መሰረታዊ ትምህርቲ እዩ። ከምኡ ክኸውን ከኣ ናይ ግድን ምኽንያት ኣሎዎ። ምስ ቍጽሪ ናበይ ትኸይድ ከም ዘለኻ ትዕዝብቲ ይሃሉኻ።

# ከየሕመቕካ ኣሕምቆ፣ ቍጽሪ ናይ ነዊሕ ግዜ ምልምማድ ዘድሊዮ ትምህርቲ እዩ። ካብ ሓደ ደረጃ ናብቲ ሓደ እናተተሓሓዘ ዘይብጻሕ ሓረግ ዘሎዎ እዩ። ከምታ ዝተሓዋወሰት ፈትሊ ጫፋ ከይረኸብካያ ክትዝርዝራ ዘይትኽእል፡ ቍጽሪ'ውን መሰረት ከይሓዝካ ክትነፍዕን ክትመልኮን ኣይከኣልን። ንመጻኢ ኢልካ ደኣ

ኣጽንዕን ፍለጥን እምበር ንፈተና ኢልካ ኣይተጽንዕ። እዚ ማለት ፈተና ምድላው ኣየድሊዮን ማለት ግን ኣይኮነን።

# ኣብ ዝበዝሑ ዓይነት ትምህርቲታት እንረኽቦ ኣገዳሲ ምኽሪ እዩ፣ ኣቐዲምካ ኣንቢብካ ናብ ክፍሊ ምምጻእ። ሎሚ እትምሃራ ምዕራፍ ብድሮ ኣንቢብካያ ኣብነታትን ዕዮታትን ፈቲንካ ናብ ክፍሊ ኪድ። ከይተገለጸልካ ከተንብቦ እንከለኻ ገለ ነገሩ ዘይክርድኣካ ይኽእል እዩ። ኣብ ክፍሊ ክግለጽ ክትሰምዖ እንከለኻ በቲ ይድገመልካ፡ ይቐለልካ፡ በቲ ሓደ ወገን ዘይተመለሰ ሕቶታትካ ይምለሰልካ፣ ክርድኣካን ክትዝክሮን ከኣ ቀሊል ይኸውን።

# ንመገለጺ መምህርካን መምሃሪ መጽሓፍካን ክትርድኦም ዘይትኽእለሉ ግዜ ኣሎ። ኣብ ቤት ንባብ ኬድካ ምስቲ ኣርእስቲኻ ዝመሳሰል ምዕራፋት ዘሎዎ መጽሓፍቲ ተለቂሕካ ኣንቢብ። እቲ ብጽሑፍ ምርዳእ ዝኣበየካ ብስእሊ ተሰኒዩ ትረኽቦ ኢኻ። እቲ ዝተሓላለኸ መግለጺ፡ ከም ሕልበት ተወቒዑ ዝፎኾሰ መግልጺ ክጸንሓካ እዩ። ሽዑ ክርደኣካ እዩ። እታ ክትርድኣላ ዘኽኣለትካ ነጥቢ ፈሊኻ እንተ ፈለጥካያ ኸኣ ዝያዳ ንኽትርድኦን ንኽይትርስዖን ይሕግዘካ።

# ምስ ቊጽሪ ዘባእሱኻ ምኽንያታት ኣይትሓዝ። ብዙሓት ተመሃሮ ብመምህራኖም ተጻልዮም ዓይነታት ትምህርቲ ይፈትውን ይጸልኡን። ቊጽሪ ክትምህር ካብ ካልኦት ዓይነት ትምህርቲታት ክብድ ይብል እዩ። ቊጽሪ ኣዘናጋዒ፡ መሳጢን ፍቕሪ ዘትሕዝን ጌርካ ክትምህረሉ ዘለካ ክነሱ፡ ከምኡ ጌርካ ክትምህር ግን ክብድ ይብል። ኣብ ምንፋዕን ምሕማቕን መምህራና ተመርኲስና ቊጽሪ ኣይንጽልኣዮ። ናይ ዘይምንፋዕና ምኽንያት ዋሕዲ ክእለት መምህርና ኣይኮነን፣ ዋሕዲ ጻዕሪና እዩ። ካብ ተመሳሳሊ ደረጃ ዘሎዎም መማህርቲኻ ክትውከስ፡ ኣብ ድሓን ዝበልናዮም መምህራን ኣብ ክፍለ-ግዜኦም እናተመሃርና ዓቕሚና ከነዕቢ ኣለና።

# ልምምድ ምሉእ ይገብር፣ (Practice makes perfect)። እዚ ኣባህላ ኣብ ቊጽሪ ኵሉ ግዜ ሓቂ እዩ። ሓቂ ስለ ዝኾነ ኸኣ ኵሉ ሳዕ ክደጋገም ንሰምዖ። ኣብ መግለጺ ዝወሃበና ኣብነታት፡ ዕዮታት ክፍሊን ገዛን፡ ተወሳኺ ዕዮታት ካብ ካልኦት መጽሓፍቲ ቀጻሊ ክንሰርሕ ኣለና። ደጋጊምና ዝሰራሕናዮ ስራሕ፡ ንምልኮ እምበር ኣይንዕወነሉን ኢና።

# ዘይተማሓደረ ነገር ኵሉ ግዜ ጣቋ የብሉ። ገንዘብ እንተ ዘይተማሓዲሩ መጥፍኢኡ ኣይፍለጥን፣ ሰብ እንተ ዘይተማሓዲሩ መትሓዚ የብሉን፣ ኰታ ኵሉ ዘሎ ጸጋ እንተ ዘይተማሓዲሩ ዋጋ የብሉን። ተመሃራይ ኰይኑ ግዜኡ እንተ ዘይኣማሓዲሩ ኸኣ ዋጋ ኣይርከቦን። ግዜኻ ብግቡእ ኣማሓድሮ። ካብ ቤት ትምህርቲ ምስ ተመለስካ ኣቐዲምካ ኣብ ክፍሊ ዘይወዳእካዮምን ዕዮ ገዛን ኣጻፍፍ። ናይ መጽናዕቲን ምዝንጋዕን ግዜኻ ፍሉይ ይኹን። ሓደ'ኳ ክተርፍ ኢሉ ዝምድብ የለን፣ መደብ ንኽይገብር ዝተርፍ ግን ...። ኣብ ነፍሲ-ወከፍ መዓልቲ ንቝጽሪ እትውከሰላ ግዜ ፍለ።

ምንጪ፡ math.about.com




ስነይ ክርአ ናብ ሓኪም ስኒ ቀረብኩ። እቲ ሓኪም ጥምት ምስ ኣበልኩዎን ስሙ ክጽዋዕ ምስ ሰማዕኩዎን ኣብ ሃይስኩል መማህርተይ፡ ወዲ-ክፍለይ ምንባሩ ዘከርኩ። ሽዑ ግን ለይለይ፡ ኣፍሮ ጸግሩ፡ ልቡ ኣብ ደረቱ መንእሰይ'ዩ ነይሩ፣ ሕጂ ቈንቍኑ'ዩ፣ እዚስ ወዲ ክፍለይ ነይሩስ ክንዲዚ ኣሪጉ ኢለ ተገሪመ።

ንኣልኣንስተይቲ ብዝወሃብ ክብረት ዓዲና ተቐቢሉ፡ ኣኣንገደኒ። ንብረቱ እናጠርነፈ ኸኣ ዕላል ከፈትኩሉ፤

"ኣብ እከሊት ሃይስኩልዶ ተማሂርካ?"

"እወ!" ተገሪሙ ጠመተኒ።

"ሃይስኩል መዓስ ወዲእካ?"

"1974 ወዲአ።"

"ኣብ ክላሰይ ኢኻ ነይርካ።" እቲ ኣረጊት፡ ጸጕሪ ንሽሙ ንጣር ዝርከቦ፡ ዝጐበጠ መማህርተይ ነበር ኣትኲሩ ጠመተኒ'ሞ፤

"እንታይ ዓይነት ትምህርቲ ትምህርና ኔርኪ?"



## ኣመል ምድንጓይ ከይህልወካ ብኸመይ ትፈልጥ?

ካብ'ዞም ስዒቦም ተጠቒሶም ዘለዉ ሓሳባት ምስ ሓሙሽተ ወይ ልዕሊኡ ትሰማማዕ እንተ'ኼንካ ናይ ምድንጓይ ኣመል ኣሎካ ማለት'ዩ፤

1. ንብርትዕ ዝበለ ዕዮ ንኻልእ እዋን ኣሰጋግሮ

2. ንሓደ ዕዮ እጅምሮ'ሞ ብርትዕ ምስ ዝብለኒ ናብ ካልእ እዋን ኣሰጋግሮ

3. ኵሉ ግዜ ንሓደ ዕዮ ምጅማር የጸግመኒ

4. ንኣብነት ዕዮታት ኣብ ሓደ ግዜ ክዓዮም እፍትን'ሞ ንገለ ካብኣቶም ብዘይ ምሉእ ኣድህቦ እዓዮም

5. ንደስ ዘይብለኒ ዕዮ ናብ ካልእ እዋን ኣሰጋግሮ

6. ኣብ ክንዲ ነቲ ዝመደብኩዎ ዕዮ ኣብቲ ዝመደብኩዎ ሰዓት ዝዓዮ፡ ምኽንያታት ብምፍጣር ናብ ካልእ እዋን ኣሰጋግሮ

7. ንሓደ ዕዮ ብኸመይ ከም ዝጅምሮ ወይ ዝውድኦ እንተ ዘይነጺሩለይ ናብ ካልእ እዋን ኣሰጋግሮ

8. ክሰርሕ እጅምር'ሞ ከይወዳእኩ ኣቋርጽ

9. ንገለ ዕዮ እንተ ዘይተገዲሰሉ ዝጠፍእ ኰይኑ ይስመዓኒ

10. ኣየናይ ዕዮ ቀዳምነት ከም ዝሰርሕ ምውሳን የጸግመኒ

11. ኣብ ክንዲ ናብቲ ዝስራሕ ዕዮ ዘድህብ ብዛዕባ ካልእ ነገር እሓስብ።

# ሜላታት ኣወሳስዳ ኖት



ኣብ ክፍሊ ዝወሃብ መግለጺ ነቲ ባዕልኻ ኣንቢብካ ክትርድኦ ዘጸግመካ ኣምራትን ክልሰ-ሓሳባትን ብዝቐለለ መገዲ ኣብ ከባቢኻ ምስ ዘለው ነገራት ብምዝማድ ዝቐርብ ኣገባብ'ዩ። እቲ መምህር፡ ካብ ዝተፈላለየ ምንጪታት ኣዋጺኡ ብዝፈኾሰ መገዲ ስለ ዘቕርቦ፡ ካብ ድሒሪካ ብዙሕ መጽናዕቲ ምክያድ የድሕነካ። እቲ መምህር ዝያዳ ዘድህበሉ ዛዕባ ኣየናይ ምዃኑ ስለ እትፈልጥ'ውን ኣብ ፈተና ክትዕወት የኽእለካ'ዩ፣ ዝበዝሕ እዋን። ይኹን'ምበር፡ እቲ ካብ መምህር ዝወጽእ መግለጺ ኣብ እዝኒ ተመሃራይ ብልክዕ ኣይበጽሕን'ዩ።

ብሓፈሻ ደቂ-ሰብ ንፉዓት ሰማዕቲ ዘይምዃንና'ዩ ዝግለጽ። ገለ መጽናዕቲ ከም ዝሕብሩዎ ካብቲ ዝተባህለ 50% ጥራይ ከም እንሰምዕ፡ እቲ 20 – 30% ካብቲ ዝሰማዕናዮ ኸኣ ቅኑዕ ዘይምዃኑ'ዩ ዝንገር። ነዚ ጋግ ንምጽባብ ድማ ተመሃሮ ውጹኢታዊ ኣሰማምዓን ኣወሳስዳ ኖትን ክፈልጡ ኣገዳሲ እዩ። ምስማዕ ንተመሃራይ ዓቢ መሳርሒኡ እዩ። ናብ ክፍሊ ቅድሚ ምምጻእ ነቲ እትመሃሮ ኣቐዲምካ ሓንሳብ ሕልፍ ምባሉን ነቲ ኣብ ዝሓለፈ ዝተመሃርካዮ ኣንቢብካዮ ምምጻእን ነቲ ዝብሃል ዘሎ ብልዑል ቅልጣፈ ንኽትርድኦ የኽእል።

ብመጀመርታ ካብቲ ዅሉ ኣብ ውሽጢኻ ዘሎ ሓሳባትን ኣብ ከባቢኻ ዘሎ ነገራትን ተፈሊኻ፡ ኣብቲ ዝብሃል ዘሎ ዛዕባ ናይ ምትኳር ባህሊ ምዅስኳስ የድሊ። ነቲ ዝብሃል ዘሎ ናይ ምስማዕን ዘይምስማዕን ሓላፍነት ዘለካ ባዕልኻ ኢኻ። ምምሃር ኣባኻ'ዩ ዝምርኰስ። ኣብቲ ክፍሊ ኣቲኻ ክንስኻ፡ ልኡም ኳንካ ኣብ ካልእ ሓሳብ ትዅብልል እንተ ዄንካ፡ ብመጀመርታ እትውቀስ ንስኻ ኢኻ።

ምስማዕ ጥራይ ኣድህቦኻ ኣጕዲሉ ንኣእምሮኻ ናብ ካልእ ሓሳብ ከግዩሾ ስለ ዝኽእል፡ ኖት ምሓዝ ኣገዳሲ እዩ። ኖት እናወሰድካ ምክትታል፡ ናብቲ ዝብሃል ዘሎ ምሉእ ኣቓልቦ ክትገብር ይሕግዝ። ብተወሳኺ፡ ኵሎም ኣብ ክፍሊ ዝብሃሉ ሓሳባት ይርድኡኻ ማለት ኣይኰነን። ገሊኦም ልክዕ ከም እንቋቕሖ ኣብ እንኩቡተር ጸኒሖም ክጫጭሑ የድልዮም'ዩ፣ ኣብ ኖትካ ኣጽኒሕካ ዳሕራይ ክትርድኦም ትጽዕር።

ኖት ምውሳድ፡ ካብ መምህር ዝወጽኡ ክልሰ-ሓሳባት፡ ሓሳባትን ኣገደስቲ መግለጺታትን ኣብ ወረቐት ምቕማጥ'ዩ። ኖት ክትወስድ እንከለኻ እቲ ዝተባህለ ግዜ ምስ ወሰደ ከም ዘይትርስዖ ምርግጋጽ'ዩ። ግናኸ ኖት ክትወስድ እንከለኻ ንነፍሲ-ወከፍ ዘረባ ክኸውን የብሉን። ቀንዲስ ነቲ ዝግለጽ ዘሎ ምርድኡ'ዩ ዝግባእ። እናሰማዕካ እንከለኻ ክትዝክሮ እትደሊ፡ ሓድሽ ኰይኑ ዝተሰማዓካ፡ ዝያዳ ክበርሃልካ እትደልዮ ወዘተ. ኢኻ ኖት እትገብር። ብምስማዕ ጥራይ ብዙሕ ክመሃሩ ዝኽእሉ ከም ዘለዉ ኣይትዘንግዕ፡ ነቲ እትሰምዖ ዘለኻ ግን ስቕ ኢልካ ብዝመጽአ ኣይተእትዎ፣ ምስ ካልእ ከተዛምዶ፡ "ናተይ ርእይቶ፡ ኣረኣእያ ወይ ኣተሓሳስባኸ ከመይ እዩ?"... ምባል ነቲ ዝብሃል ዘሎ ንምርድኡ ዓቢ ድጋፍ'ዩ ዝህቦ።

ኖት'ውን ስለ ምውሳድ ክጸሓፍ የብሉን። ግዜ ከይወሰደ እንከሎ ክንበብ፡ ብምሉእ ሓሳባት ጌርካ እንደገና ኣጻፊፍካ ክትጽሕፎ፡ ተወሳኺ መግለጺታት ዘድልዮ እንተ ኾይኑ መጽሓፍቲ ኣንቢብካ ከተህብትሞ፡ ነቶም ኣውራ እትብሎም ነጥቢታት ምልክት ክትገብረሎም፡ ዘይተረድኣካ ክትሓትት፡ ኣብ መወዳእታ ኸኣ ጽማቑ ጽሒፍካ ስምዒት ብዝህብ መገዲ ከተዳሉዎ የድልየካ። ብፍላይ ግዜ ከይወሰደ እንከሎ እንተ ኾይኑ ካብ ምድርራብ መጽናዕቲ ምሒር'ዩ ዘገላግል።

## ገለ ካብ ስትራተጂ ኣወሳስዳ ኖት

- መምህር ደጋጊሙ ንዝጠቐሶ ሓሳብ፡ መፍትሕ ናይ ዝዓበየ ኣምር ክኸውን ስለ እትኽእል ኖት ግበሮ።

- ኮፍ ትብለሉ ቦታ ማእከልን ቅድሚትን እንተ ኾይኑ ተመራጺ'ዩ።

- ካልእ ሰብ ዝወሰዶ ኖት ኣይትቕዳሕ።

- እቲ እትመሃሮ ምዕራፋት ኣቐዲምካ ኣንቢብካ ምምጻእ፡ ነቲ ክትወስዶ ዝግብኣካ ኖት ኣነጺሩ ከርእየካ ይኽእል።

- ካብ ሓደ ኣርእስቲ ናብ ካልእ ኣርእስቲ እናኸትሳገር ዕለት፡ ኣርእስቲን ንኡስ ኣርእስቲን ጸሓፍ፣ ተመሊስካ ክትርእዮን ክትረኽቦን ዝቐለለ ክኸውን'ዩ።

- ብዙሓት ስነ-ፍልጠታውያን ቃላት፡ ናቶም፡ ናይቲ ዓውዲ ትርጓሜ ኣሎዎም። እዞም ትርጓሜ ምስቲ ምስቲ ካልእ ዓውዲ ከይተሓዋወሱኻ መምህርካ ዝህበካ ትርጉም (ተርሚኖሎጂ) ብልክዕ ኖት ሓዝ።

- ኖትና ንጹርን ክንበብ ዝኽእልን እንተ ዘይኰይኑ ጻዕሪና ብላሽ'ዩ ዝኸውን፣

-ኖት እናወሰድካ ዝሓለፈካ እንተ'ሎ ንመምህርካ ሕተት። ኣብ ክፍሊ እንተ ዘይጠዓመካ ኣብ ደገ ሕተቶ፣ ኣብ ደገ እንተ ዘይጠዓመካ ኸኣ ኣብታ ትምጽእ ክፍለ ግዜ ትምህርቲ ቅድሚ ምጅማሩ ሕተቶ፣ እንተ ዘይተኻእለካ ግን ኣብ መጽሓፍቲ ወይ ብጽትካ ተወኪስካ ርኸቦ።

ትውፊት

# ኪዳን ኣደይ ለተኺዳን

ተስፋኣለም ጉብረስላሴ (ጫረ)



ብልክዕ ክንደይ ዓመት ከም ዘገበረ ክዝክሮ ኣይክእልን። ግን ዝያዳ ዓሰርተ ዓመት ክኸውን ይኽእል እዩ፡ እቲ ዕላል። ናይ ቅድሚኡ`ውን ዘይሃስስ ጦብላሕታ ኔሩኒ እዩ። ቤትና ፊት ምርባሕ ኩብቲ ኢጣልያዊ ባዶ፡ ድሓር ከኣ ናይ ጸጋይ ጉብረስላሰ እዩ ኔሩ። ከባቢ ማይተመናይ ተቛደስቲ ጸባን ውጽኢት ጸባን ነበርና። እቶም ኣብቲ ከባቢ ዝዓበና፡ ንዓናን ንኻልኦት ከባቢታት ማይተመናይን ተርታ ወይ መስርዕ ንሕዝ።

ንኣደይ ለተኺዳን ገና ቈልዓ ከለኹ እየ ዝፈልጠን። ጸባ እለኣኸን`ውን ነበርኩ። በዚ ኸኣ፡ ምሸት ተለቪዥን ክርኢ እፍቀደኒ ኔሩ። ምናልባት እቶም ገዛ ካብ ቀዳሞት ወነንቲ ጻዕዳን ጸላምን ተለቪዥን ማይተመናይ ክኾኑ ይኽእሉ እዮም። ኣቦይ ተወልደ'ውን፡ ሓደ ካብ ቀዳሞት ኤርትራውያን ምሁራት በዓል ሞያ ተቖጻጻሪ ሕሳብ ወይ ኦዲተር እዮም። ድስፕሊን ናይ'ታ ስድራ ኣዝዩ ፍሉይ እዩ። "ንደቆም መልሚሎም ናብ ዝለዓለ ደረጃ ዘብጽሑ ስድራ" እናተባህለ እዩ ዝንገረሎም።

ኣደይ ለተኺዳን፡ ሓንቲ ካብተን ደቀ`ስመራ ዝበሃላ ኣደታት ጥራይ ዘይኮና፡ ጓል ጋዜጠኛ ኣዝማች ጉብረሚካኤል ግርሙ እየን። ኣዝማች ጉብረሚካኤል (ዘበራቔት) ሓደ ካብ ቀዳሞት ኤርትራውያን ጋዜጠኛታት 1940ታት እዮም። እዚ ድምር እኩብ ተመክሮ ነታ ክልተ ኣዋልድ ዝርከብኦም ሸውዓተ ውሉዳት ስድራቤት ኣቶ ተወልደ እወታዊ ጽልዋ ነበሮ።

ካብ ሰዓት ሽዱሽተ ድሕሪ ቀትሪ ንድሓር ካንሸሎ ናይታ ገዛ ምኩሕኳሕ ይፍቀድ ኣይነበረን። ኣቦይ ተወልደ ሓያል ኣንባቢ፡ ንፉዕ ሰማዒ ራድዮን ተኸታታሊ ተለቪዥንን ብምንባሮም፡ እቲ ናይ ኣካዳሚያዊ ትምህርትን ሓፈሻዊ ንቕሓትን ናይታ ስድራ ክዓብይ ናይ ግድን ነበረ። ስለዝኾነ ከኣ፡ ደቆም ቅድምን ድሕርን ናብ ሰውራ ኤርትራ ከምርሑ ዝተራእዩ፥ ፋሲል፡ ፍረወይኒ፡ ሃይለን ኣሚርን።

"ኣደይ ለተኪዳን ምስ ገድሊ መኣስ ተላሊኽን?" መኽፈት ኣፍ ዝኸውን ሕቶ ኣበጊሰለን።

"ብንግሆኡ" መሊሰናለይ ኣሕጺረን። ገጽ ተጋደልቲ ዝረኣያሉ እዋን፡ 1975'ዩ። ኣርባዕተ ደቀንየም ናብ ሰውራ ኤርትራ ናብ ውድብ ህዝባዊ ግንባር ተሰሊፎም። እቲ ዘገርም ፋልማይ ናብ ገድሊ ዘምርሐ፡ እቲ ዝነኣሰ እዩ ኔሩ - ፋሲል ተወልደ።

ፋሲል፡ ተመሃራይ ታሽዓይ ክፍሊ ቤት ትምህርቲ ቃኘው ነበረ። ኣብቲ እዋን ቃኘው ከም ኣህጉራዊ ቤት ትምህርቲ እዩ ዝፍለጥ። ካብ ቃኘው ስቴሽን ናብ ገድሊ ክወጽእ እንከሎ፡ ናይ`ቲ ቤት ትምህርቲ ፍሉይ ክዳን ለቢሱ ነበረ። ድሮ እታ ዕለት፡ ኣብ ምንቅስቓስ ፍሉይ ስምዒት ስለ ዝተዓዘባሉ፡ ኣንጊሀን ናብ መደቀሲ ክፍሉ ኳሕኲሓ። ዓራቱ ብንጽፍታ ጸንሓተን። ካብ ዝገመትኦ ኣይወጸን። ሓንቲ ኣንሶላ'ውን ኣይጸንሓተንን። ኣብቲ እዋን፡ ኣብ ሰውራ ኤርትራ ክልተ ውድባት ስለ ዝነበራ ናበየናይተን ከም ዝኸደ ክግምታ ኣይክኣላን።

ናብ`ቶም ኣብ ከባቢ ሃዘጋ፡ ጸዓዘጋ ዝነበሩ ተጋደልቲ ተጋድሎ ሓርነት ኤርትራ ብብዝሒ መንእሰይ ይስለፍ ስለ ዝነበረ፡ ወደን ከርክባ ናብ`ቲ ከባቢ ኣምርሓ። ካብ ማይተመናይ ብጻዕዳ ክርስትያን ኣቢለን ናብ ዓዲ ቢደል ገስገሳ። ዓዲ ቢደል ዝጸንሕወን ተጋደልቲ ናብ ደምበ ተሓኤ ከም ዘይተሰለፈ ኣረጋገጹለን። ኣብቲ ዓዲ ዝረኸብወን ዓበይቲ ዓዲ፡ "ክልተ መንእሰያት ሓደ ናይ ቤት ትምህርቲ ቡናዊ ጃኬት ዝለበሰ፡ ተሓኤ ምቕባል ኣብዮሞም። በዚ ኣቢሎም ናብ ዓዲ ንፋስ ከይዶም" በሉወን። ኣደይ ለተኪዳን፡ ፋሲል ናብ ህዝባዊ ሓይልታት ከም ዝተሰለፈ ኣረጋጊጸን፡ ነጸላአን ከጊፈን ናብ ማይተመናይ ተመልሳ።

1977 ዝበዝሓ ኤርትራውያን ከተማታትን ሓውሲ ከተማታትን ካብ መግዛእቲ ናጻ ዝወጻሉ ዓመት እዩ። ብእኡ መጠን ከኣ ዋሕዚ መንእሰያት ናብ ቃልሲ ክዓብይ ተራእየ። ኣደይ ለተኪዳን፡ ደሃይ ወደን ንምርካብ ናብ ከተማ ከረን ኣምርሓ። ኣጣይቕን ከኣ "ፋሲል ምስ መካናይዝድ ኣሃዱ ከቢድ ብረት፡ ኣብ ገረሚ ኣሎ" ዝብል ሓበሬታ ረኸባ። ገረሚ ካብ ኣስመራ 15 ኪሎሜተር ርሒቓ እያ ትርከብ። ስግር እምባደርሆ እትርከብ ገረሚ ብመገዲ በለዛ ሓጺር መገዲ ኣለዋ። ካብ ከረን ኣብ ሰረጀቓ ካብ



ስውእ ፋሲል ተወልደ
ዝተሰለፈሉ 1975 ዝተሰውኣሉ 1981

ኣውቶቡስ ዝወረዳ ኣደይ ለተኺዳን ብቐጥታ ናብ ገረሚ ኣቕንዓ። እቶም ገረሚ ዝረኸብኦም ኣባላት ከቢድ ብረት፡ ንኳንዶባ ከም ዝተቐየረ ነገሩወን። ኳንዶባ ካብ ሰረጀቓ 10 ኪሎሜትር እያ ርሒቓ ትርከብ። ደኺመ ጸሚኣን ረብሪበን ከይበላ ከኣ ናብ ኳንደባ ተመልሳ። ካብ ሰረጀቓ ገረሚ ኳንዶባ መገዲ ብእግሪ ከይደንኦ።

“ረኺብክንኦዶ?” ሓተትኩወን።

“ኳንዶባ ጸኒሑኒ። ድሮ ናይ ክልተ ዓመት ተጋዳላይ ኮይኑ ረኺበዮ። ኣብ ውግእ ናቕፋ ተሳቲፉ ኣብ ውግእ ከኣ ከረን እግሩን ዓይኑን ተሃሪሙ ኔሩ። ታድያስ ኢለዮ። ኩሎም ተጋደልቲ ስሒቖሙኒ” በላኒ። ኣደይ ለተኺዳን ሓዳር ጌረን ንሸውዓተ ደቀን ኣብ ኢትዮጵያ እየን ወሊዶንኦም። ኣፎም ዘጽረዩሉ ቋንቋ ኣምሓርኛ ስለ ዝነበረ ከኣ ኑቲ ዝውቱር ቃላት ኣይገደፋን።

“ሸው ንሸው ከኣ ሳጓ ኣውጺኦሙሉ ተጋደልቲ” ዘከራ ኣደይ ከተኺዳን።

“እንታይ ኢሎሞ” ሓተትኩወን ብቕስታ፡ ኑተን ብዙሕ ግዜ ናብ ኳንዶባ ብምምልላስ ዘለለዩወን ኣባላት ከቢድ ብረት።

“ወዲ ታድያስ” ስሓቕ ስዓረን። ነገረ ኣወጻጽኣ ሳጓ ኣገራሚ እዩ። ሳጓ ብታሪኽ ወጺኡ ታሪኽ እዩ ዝቕየር። ካብቲ እዋን እቲ ንድሓር ኩሎም ኣባላት ከቢድ ብረት በታ ሳጓ ይፈልጥወንን ይዝከሩወንን። እቲ ዝኸሪ ግን ብእኡ ደው ዝብል ኣይኮነን። ሓያለ ኣባላት ናይ`ቲ ኣሃዱ ስም ደቆም ሂቦሞ እዮም። ሓደ ካብኦም ብርጋደር ጀነራል ጸሃየ መኮነን፡ ኣዛዚ ከቢድ ብረት ዝነበረን ኣብዚ እዋን ሓሊቓ ስታፍ ግንባርን ዘሎ እዩ። ንወዱ ብስም ስዉእ ፋሲል ተወልደ ጸዊዕዎ።

“ወዲ ሞኬ- ንፋሲል ንምዝካር እዩ- ፋሲል ጸሃየ ኣውጺእሉ” ወሰኻኒ። ፋሲል ተወልደ ኣብ 1981 እዩ ተሰዊኡ።

***

ዕላል ኣደይ ለተኪዳን ናብ ፍረወይኒ ቀጸለ። ፍረወይኒ ምዕባይ ፋሲል እያ። ኣብ ሜዳ ዕምጬቕ ብዝብል ሳጓ ትፍለጥ። ብመልክዓን ቁምነገራን ከኣ ሓንቲ ካብ ፍቱዋት ተጋደልቲ ምንባራ ኣብ ብዙሕ ዕላላት ገድሊ ሰሚዐላ ነይረ። ፍረወይኒ ቅድሚ ናብ ገድሊ ምስላፋ እያ ቃልሲ ፈሊማቶ - ኣብ ከተማ። ኣብ ከተማዊ


ስዉእቲ ፍረወይኒ ተወልደ
ዝተሰለፈትሉ 1977 ዝተሰውኣትሉ 1987

ቃልሲ እናሰርሐት ከላ ኸኣ፡ ኣብ ሃድን ኣተውት። መስመራ ተፈልጠ። ንሓንቲ ምስ ወተሃደራት ደርግ ርክብ ዝነበራ ዜጋ ሒዛታ ክትወጽእ መምርሒ ተዋህባ። ትምህርቲ ኣለኒ ኢላ እያ ወጺኣ።

“ኣብ እምባደርሆ አርኪበያ። ሕጂ ዶ ክሕሰው ኮይኑ። ንዒ ተመለሲ። ትምህርትኺ ግበሪ ኢለያ።” በላኒ።

“ እንታይ መለስትልክን?”

እቶም ኣቕዲሞም መጋድልታ ዝነበሩ ተጋደልቲ፡ “ፍረወይኒ ክትምለስ ኣይወጸትን። ክትምለስ ከኣ ኣይትኽእልን`ያ። ኣብ ኢድ ጸላኢ ዘይምውዳቓ ከሐጉሰክን ኣለዎ።’ ኢዱ፡ በዛ ዝመጻእክናኣ ተመለሳ’ ኢሎሙኒ። ቢቃ ናብ ኣስመራ ተመሊሰ” ኣብ ዓሚቑ ትዝታ ኣትየን ኑቲ ዝነበረ ኩነት ኣዘንተዋለይ።

ፍረወይኒ ተወልደ፡ ድሕሪ ታዕሊም ናብ ብርጌድ 44 እያ ተመዲባ። ድሕሪ ምሕራር ከተማ ከረን`ውን ኣብታ ከተማ ስለ ዝሰርሐት ብዙሕ ሰብ እፈልጣ ነበረ። ክልቲኦም ደቀን ኣብ ከረን ከም ዝተራኸቡ`ውን ብዕላል ፈለጣ። ብድሕር`ዚ ፍረወይኒ፡ ኣብ ግንባር ዓዲ ያቆብ ተሳቲፋን ተዋጊኣን። ኣዝያ ፍትውቲ ምንባራ እዩ ዝፍለጥ። ኣብ ገድላዊ ህይወታ ተዘካሪ ኩብርታት ከም ዝነበራ ኸኣ ድሕሪ ናጽነት ተዘንትዩለን እዩ።

“ንሳ ትሓይሽ። ድሕሪ ምዝላቕ ምስ መጋድልታ መራሕ ሓይላ ዝነበረ ትኩእ ሚኪኤል፡ ንሳቶም እኳ ወድ ሕድሪ ኢሎም እየም ዝጽውዕዎ ኔሮም ተዛሚዳ እያ - ማለት ተመርዕያ። ንሱስ ቋንቁኦም እዩ። ፈሩዝ ትብሃል ቈልዓ ኳ ሓደግ ገዲፋትለይ። ክልተኦም ግን ተሰዊኦም እዮም። ፈሩዝ ግን፡ ተማሂራ ብኣካውንቲን ተመሪቓ ኣገልጊላ፡ ተፋንያ ተመርዕያ ወሊዳትለይ ኣላ። ካብ ስዊዘርላድ ናብ ኡጋንዳ ኳ ወሲዳ ምስ ደቃ ኣራኺባትኒ፡ ኣዛዊራትኒ። ተመስገን። ናይ`ቶም ካልኦት እንዶ ከምኡ ኣይረክብን” ዝን በላ ኣደይ ለተኺዳን።

ቅድምን ድሕርን 1987 እያ ተሰዊኣ፡ ፍረወይኒ ዕምጬቕ ምስ በዓል ቤታ።

ዕላል ናብ ሳልሳይን ራብዓይን ደቀን ሰገረ - ናብ ሃይለን ኣሚርን።

ሃይለ፡ ምዕባይ ፍረወይኒ እዩ።

“ሃይለ ወደይ ብሰላም ካብ ኣስመራ ምውጽኡ ንኣምላኺይ እየ ዘመስግኖ። ኣብ ዓይኒት ሕማቕ ዘይምርኣየይ ዕድለኛ እየ። ምኽንያቱ፡ ንሱ ወረቐት ህዝባዊ ግንባር ክሓብእ ኣነ ረኺበ ኣብ ሓዊ ከቃጽል ተረባሪብና ነበርና። ኩሉ ግዜ ኣብ ገዛ ንበኣስ ነበርና።” ይዝክራ ኑቲ ስድራቤታዊ ህይወት እናዘከራ። ኣብ ኣእምሮይ ሓደ ሓሳብ ውርም በለኒ።

“እንታይ ትብልኦ ነበርክን?”

“ኣንታ ሃይለ ወደይ ኣሕዋትካ ንበረኻ ወጺኦም ኣለዉ። ንኣይ ንወላዲትካ ዘይትሓስበለይ” እብሎ። ንሱ ግን ንሽኺ ኣደይ ኢኺ። ካልእ ኣፍ ዘይብላ ኣደ ኣላትኒ” ኢሉ መሊስለይ።

ሃይለ፡ ምስ ሳልሳይ ርእሱ ኣብ ስርሒት ከባቢ ብሎኮ ከረን ተታሒዙ ኔሩ። እንተኾነ፡ ኣምሊጡ እዩ። ብኹሉ ማእዝን እናተኮሰሉ


ስዉእ ሃይለ ተወልደ
ዝተሰለፈሉ 1978 ዝተሰውኣሉ 1989

ኣምሊጡ ማይተመናይ በጺሑ ደው ከይበለ ናብ ዕዳጋ ሓሙስ ቀጺሉ። ኣብ ዕዳጋ ሓሙስ ዝርከብ ቤት ኣዝማድ ተዓቚቡ። ኣደይ ለተኺዳን ምስ ኣቦይ ተወልደ ተጸዊዖም ናብቲ ገዛ ከዱ። ካልእ ኣማራጺ ስለ ዘይነበረን ከኣ ኑቲ ዘጋጠመ ኩነታት ምስ ፈለጣ፡ ኮንጎን ነጸላን ከዲነን ወዲ ሃገረሰብ ኣምሲለን ናብቲ ኣቐዲመን ዝመላለስኦ ዝነበራ ዓዲ፡ ኳንዶባ ኣብጽሓኦ። ፋሲል እቲ ምንእስ ምንኣሱ ሓዉ ብጽንዓት ኣደኡ ተገረመ።

"ኣጆኺ ማማ ኣብ ኢድ ኣሕዋቱ በጺሑ እዩ። ንስኺ ከም ቀደምኪ ጽንዒ፡ ኢሉ ናብ ኣስመራ ኣፈንዩኒ" በላ፡ ኑቲ ኣዝየ ዝሰግኣሉ ዝነበራ ወደን ብሰላም ናብ ገድሊ ኣብጺሐን ዝተመልሳ ኣደይ ለተኪዳን።

"ኢፋ" ዝብል ሳጓ ወጺእዎ ድሕሪ ታዕሊም ኣብ ክፍሊ ምልክት ውድብ ተመዲቡ ኣብ ጎቦታት ኣባሓኒ እዩ ሰሪሑ። ሃይለ፡ ሓደ ካብ'ቶም ከም ባሕታውያን ኣብቲ በሪኽን ቆራሪን እምባ ኣባሓኒ ነዊሕ ዓመታት ተጋዲሉ። እቲ ከባቢ ጽንዓደግለ፡ ዓዲ እንዳ ሓሙኣን እዩ። ኣዝማድ ሃይለ "መጺእኪ እባ ወድ'ኺ ርአይዮ። ንምንታይ ብጽሕ ኢልኪ ዘይትርእይዮ'ውን" እብሉኒ ኔሮም። ኣነ ግን ኑቶም ሚልሽያ ሰራዊት ደርግ ስለ ዝፈራሕኩ፡ ንሃይለ ወደይ ኣይበጻሕክዎን። ግን?" በላ። ምስኣ ትለግብ ሕቶ ኣይገደፍኩን፥

" ስለምንታይ?"

"ከምቶም ቅድሚኡ ብምልሻ ስርናይ ዝተቐትሉ ተጋደልቲ ከይቐትልዎ ምእንቲ፡ ካብቲ ቦታ ክርሕቕ ማለት፡ ናብቲ ዓዲታት ከይወርድ መልእኽቲ እሰደሉ ኔረ። ካብቲ ዝፈራሕኩዎ ግን ኣይወጻእኩን። ምስ ካልኣዩ ካብ ኣባ ሓኒ ወሪዱ ናብ'ቲ ዓዲታት ምስ በጽሐ፡ ኣድኒበዮም ዝጸንሑ ሚልሻታት እሞ ኸኣ፡ ደቂ ዓዱ ኣብ በለስ ተሓቢኦም ጸኒሖም ቀቲሎሞ።" በላኒ።

"እዚ መኣስ እዩ ኔሩ?"

ኣብ 1989 እዩ። ክልተ ዓመት ቅድሚ ናጽነት እዩ። ካብ'ቶም ኣርባዕተ ደቀይ ዝተሰውኡ ብኣሊፍ ዝጠፍኣን ዘሕዘንን ወደይ ሃይለ ኢፋ እዩ" ኢለን ብዕምቈት ኣስተንፈሳ።

ናብቲ በኹሪ ግን ከኣ ድሕሪ ሰለስተኦም ናብ ቃልሲ ዝተጸምበረ ኣሚር ሰገርና። በኹሪ ዓይነንእዩ። ሓለፋ ፍቕሪ ኸኣ ነበረን። 1978 እዩ። ኩነታት እቀያየር ነበረ። ወተሃደራት ኢትዮጵያ ንኹሉ ብሎኮታት ኣጽቢቦም ዝሓዝሉ እዋን። ምትእትታው ናይ ደገ ሓይልታት ናብ ዝለዓለ ብራኸ ዝደየበሉ እዋን። እታ እንኮ መውጽኢት መገዲ ድርፎ እያ ዝነበረት።

"ኣሚር ምስ ካልኣዩ እዩ ወጺኡ። ምስ ኣደ እቲ ምስ ኣሚር ወደይ ዝወጸ ወድን ብምኻን ከነርክቦም ብድርፎ ሃቲፍና ርእሲ ዓዲ በጺሕና ኔርና። ርእሲ ዓዲ ከም ዝበጽሑ ኣረጋጊጹ። ከም ዝመስለኒ'ውን ንወደይን ንኻልኡትን ሓቢኦም ኣብዚ የለውን ኢሎሙና። ቀቢጽና። ምስ ካልኣይቶይ ከኣ ነጸላና ነጊፍና ናብ ኣስመራ ተመሊስና።" ይብላ እሞ እቲ ቅድሚ ምውጽኡ ዝነበረ ሃዋህው መደባትን ዘከራ። ኣብቲ እዋን ናብ ወጻኢ ሃገር ክሰድኦ መደብ ነበረን። ብዙሕ እዋን'ውን ለሚነንኦ። "ኣሕዋትካ ንገድሊ ከይዶም ኣለዉ። በጃኻ እዘን ወርቀይ ሽይጠ ዝኸፈል ከፊለ ክሰደካ፡ ኢለዮ ነይረ" ዘከራ ኣደይ ለተኺዳን።

እቲ ተመሃራይ ሳልሳይ ዓመት ዩኒቨርስቲ ኣስመራ ዝነበረ ኣሚር ግን "ኣነ ክወጽእ ኣይደልይን እየ። ትምህርተይ ክውድእ እየ" ኢሉ ኣታለለን። ከም መደቡ ኸኣ ናብ ህዝባዊ ግንባር ተሰለፈ። ድሕሪ ታዕሊም ናብታ ፍረወይኒ ዕምጬቕ ሓፍቱ ዝነበረታ ኣሃዱ ብርጌድ 44 እዩ ተመዲቡ። ፈለማ ከም ሓኪም ድሕሪኡ ከኣ ኮምሽነር ሓይሊ በጺሑ ይሰርሕ ኔሩ።

ኣሚር ኣብ 1984 ተሰዊኡ። ብጠባዩ ምስጉን ብኹሎም መጋድልቱ ኣዝዩ ፍቱው ስለ ዝነበረ ድሕሪ መስዋእቱ፡ ብዙሓት ኣዕሩኽቱን ፈተውቱን ንደቆም ስሙ ሂቦሞም። ካብኦም ካብኣቶም፡ መተዓብይቱን ዓርኩን ዝነበረ ናይ ፊልም በዓል ሞያ መኮነን ወልደኣብ እዩ። መኮነን፡ ንወዱ ጥራይ ዘይኮነ ነታ ዝኸፈታ ትካል'ውን ኣሚር ግራፊክስ ኢዩ ኢልዋ። ኣብ ነፍሲ ወከፍ ንሱ ዘፍረየን ፊልምታትን ቪድዮ ክሊፓትን ፖስተራትን ስም ኣሚር ሰፊሩ ይርከብ።

"ኣሚር ሓድጊ ኣይገደፈን። ግን ኩል ግዜ ኣብ ተለቪዥን ኣሚር ግራፊክስ ክርኢይ ከለኹ




ስዉእ ኣሚር ተወልደ
**ዝተሰለፈሉ** 1978 **ዝተሰውኣሉ** 1984

እሕጎስን እሕበንን" በላኒ ኣደይ ለተኺዳን- እተን ብጅግንነትን መስዋእትን ደቀን ዝሕበና ጅግና ኤርትራዊት ኣደ።

ድሕሪ ምንጋር ሰማእታት ኤርትራ፡ ዘመድ ዓጽመ ስጋ፡ ጎረባብትን ዝፈልጥወንን ሰባት "ኣርባዕተ ኣሰዊኣስ ብኽልተ እግራ ጠጠው ኢላ ትኸይድ ኣላ" ዘይበልወን ኣይኮኑን። ብጽንዓተን ዘይግረም ሰብ ኣይነበረን። ናይ'ቶም ዝተሰውኡ ኣርባዕተ ደቀን ምስ 'ተነግራ፡ ጎረባብቲ ክበጽሕኣን ከይደን። ኣደይ ለተኺዳን ግን ፋርኔሎን ናውቲ ቡንን ቀሪበን ተቐቢለንኣን። እዚ ተግባር እዚ ኩሉ ግዜ እዩ ዝዕለል። "ኣምላኽ ኣርባዕተ ወሲዱ፡ ቡቶም ሰለስተ ደቀይ ሕጉስቲ እየ። ማማ ዝብሉ ደቂ ኣለዉኒ። ጓለይ ማማ ትብል ጓል ገዲፋትለይ። ደቀይ ከኣ ኣብ መቓብር ኮይኖም ይቕልቡኒ - ደበስ ስውኣት ይህቡኒ። ኣነ ኣዴኻ ሕጉስቲ እየ። ብዛዕባ ደቀይ ክትሓተኒ ከተዕልለኒ ምምጻእካ የቐንየለይ፡ ዕድመ ይሃብካ። ሕድሪ እዞም ስውኣትና ኸኣ እዞም ተሪፎም ዘለዉ ብጾቶም ሓለፍትን ተራን ተጋደልቲ ከተግብርዎ እላቦ" በላኒ። ንጽንዓተን እናኣድነቕኩ ካብ'ታ ገዛ ወጺአ። ዳግም ተመሊሰ ክረኽበንን ብመልክዕ ናይ ተለቪዥን ሓውሲ ሰነዳዊ መደብ ክሰርሓለን ንድፊ እናዳለኹ ናብ ገዛይ ኣምራሕኩ። ንግዜ እንተዘይተበሊጽካሉ ግን፡ ዘናሕስይ ኣይኮነን።

እተን ጽንዕቲ ኣደ፡ ኣደይ ለተኺዳን ናብ ዓዲ ኩልና ካብ ዝኸዳ ካብ መዓልታት ናብ ኣዋርሕን ዓመትን ክጽብጽባ ጀሚረን - እተን ጽንዕቲ ኣደ ጀጋኑን ጅግንናን ኣደ። መቓብረን ይጥለል።

## ሕብረተሰብ

ዊንታን ፍትሓውን

# ተፋትዮም ድዮም ተፋቒሮም?



**ኣብ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ ፍትሓውን ዊንታን ዘበሃሉ መሓዙት ዘልዓልዎ ክትዕ ኣቕሪብና ኔርና። እቲ ኣርእስቲ ንብዙሓት መንእሰያት ዘገድስ ምዃኑ ድማ ካብ'ቲ ግብረ-መልሲ ክንርዳእ ክኢልና። እቲ ኣርእስቲ ካብ ዝግበአ ንላዕሊ ኣድህቦ ከይንህቦ እናተሰከፍና ግና፡ ኣብ ናይ ሕጂ ሕታም ናይ ክልተ ካልኦት ሰባት መልሲ ንፍትሓውን ዊንታን ነቕርበልኩም ኣሎና።**

“ኣወዳት ዝደልይዎ ክሳዕ ዝረኽብዎ ጥራይ እዮም ጠባዮም ዘጸብቑ”

ኣየ ፍትሓዊ፡ ኣበይ ደኣ ኣሎ እቲ ፍትሕኻ፡ ኣወዳት ክትበሃሉ ከለኹም መቸም ኩላትኩም ሓደ ኢኹምዶ ክብል፡ ሙብዛሕትኹም ንዝምድና ንስለ ዝምድና ኢልኩም ኣይትገብርዎን። ገና ብነኣሽቱና ከሎና፡ 'ኣወዳት ዝደልይዎ ክሳዕ ዝረኽብዎ ጥራይ እዮም ጠባዮም ዘጸብቑ' ዝበሃለና ዝነበረስ፡ ካብ ሓቂ ዝረሓቐ እባ ኣይኮነን ኢለ ክኣምን ተደናዲነ።

ዊንታ ከምቲ ናትካ ስምዒት ስለዘይብላ እምበኣር፡ ክትርሕቃ መሪጽካ። ነቲ ርክብ ስለዘይደለየቶስ ነዚ ከሊእካ ዲኻ ሕራይ ክትብላ ደሊኻ? ክልተ ዓመት ምሉእ ከም ኣሕዋት ኴንኩም ተመላሊስኩም ዘይነውሓካስ ሕጂ ግዜኻ ከይበኸነካ ሃንደበት ክትሓስብ ጀሚርካ?

ኣነ ከም ዝመስለኒስ ንስኻ ስምዒትካ ክትቅይር ይቐልል። ነቲ ምፍቃር ትብሎ ዘሎኻ ግደፎ። ሓብትኻ'የ ትብለካ ኣላ። ሓብቲ ተረካቢት መዓስ ኮይና? ካብ ፍቕሪ ንኽተምጽኦ ዒሕ ክትብል፡ መጺኡካ ክትዓብጦ ዝቐልል እመስለኒ። ሰብ ፈትዩ ድዩ ኣብ ፍቕሪ ዝኣቱ፡ እናጸልኣካ ንሰብ ከተፍቅሮ ትኽእል ኢኻ። ወረ እናጸላእካዮ እውን ከተፍቅር ትኽእል ኢኻ። በጃኻ ኢለካ ፍቕሪ ምእዙዝ ኣይኮነን። እንተዝኸውንሲ እዚ ኹሉ ኣብ ዓለም እንርእዮ ጸገማት ኣይመኸተለን።

ነቲ ክቡር ሕውነታዊ ዝምድና ስለምንታይ ተነኣእሶ? እታ ለባም ሓብተይሲ ካብ መጀመርታኡ ተረዲእዋ ነይሩ እዩ። ሕውነትካ ከትኽልኣ ተላብያትካ ነይራ። እዋይ ንስኻስ ዋላ ሓደ ኣብ ዘይብላ ከምዚ ዝገበርካስ ካልእ እንተተመርዕያ ደኣ እንታይ ኢኻ ትኾኖ? ንሕና ንፈልጦ መሓዙት ዝነበሩ ዋላ ድሕሪ መርዓ ርክቦም ከየቋረጹ ይቕጽሉ፡ ይበጻጽሑ፡ የዕልሉ፡ ኣዝማድ ይኾኑ።

ንፍቕሪ ክትሓሓትት እንተኼንካ ደኣ ክልተ ዓመት ምሉእ ኣበይ ኔርካ፡ እዚ ኹሉ ግዜ ኣዋልድ ከይጠመትካ ጸኒሕካ ማለት ድዩ፡ ዶስ ንሳ ኣብ ጎድንኻ ከላ ካልኦት ትጥምት ኔርካ፡ ክንደይከ ትቐስን፡ 24 ኣዋርሕ ንስኻ ክትሓታ ትጽበ ነይራ ኢልካ ትኣምን? ንፉዕ ሓታታይ እንተኼንካ ኣብ'ተን ውሑዳት ሰሙናት ምሓተትካ፡ እንታይከ ትግምት፡ ንሳኸ ኣይተዋደቼን ድያ፡

ዊንታ ክንዲ ዝለበመት ትለብም ጓለንስተይቲ ምዃና ይተርፋ ድዩ? ኢኣብቲ ብኣልኩለሸን ኣውሪዱ ኣደይቡ ንፍቕሪ ዝሓታ፡ ነቲ ርእይ ምስ ኣበላ ተዘዝታ ፍቕሪ ዝሰምዖ ዝያዳ ከተኽብር ንቡር እዩ። ክትፋለጣ ከለኻ ዋላ ሓደ ዘይተሰምዓካ፡ ድሕሪ ዓለም ክልተ ግዜ ንጸሓይ ምዛራ ተመሊስካ ክትሓታ ከለኻ ሰብ ተሳኢኑ ድዩ ኮይኑ ኢላ ኣግሂዳ ዘይምሕታታ ንልቦናኣ እዩ ዘመልክት።

ይቕሬታ፡ ኣብ ክንድ'ታ ዘይፈልጣ ጓል ኮይነ፡ ክንድ'ዚ ምዝራብይ እገርመካ ይኸውን። ግና ጓለንስተይቲ ከም ምዃነይ መጠን ከምዛ ሓፍተይ፡ ገለ ሓባራዊ ስምዒት ንካፈል ንኸውን ኢለ ስለዝገመትኩ እየ። ኩሉ ጽሑፈይ እውን ኣብ ግምት እተመርኮሰ ምዃኑ እእመነልካ።

ሓፍትኻ ሹሻን

**ፍትሓዊ ዝረደኣሉ ወይ'ውን ዝድግፎ ኣይሰኣነን። ዳንኤል ካልእ ርእይቶ እዩ ዘለዎ። እስከ ናቱ መንጽር ጥማተ ድማ ንመልከት።**

## ዝያዳ ምፍታው ደኣ'ሞ ናበይ ገጹ'ዩ ከምርሕ?

ጽቡቕ ኣለኻ ፍትሓዊ፡ "ሽም ይመርሕ ጥዋፍ ይመርሕ" ድዮም ዝበልዎ፤ ትወስዶ ዘሎኻ ስጉምቲ ፍትሒ እዩ። ነታ ስምዒታ እተምልኽ ጓል ዊንታኣ ክትገብር ግደፋ። መጀመርታኡስ መዓስ ዕርክነት ጽቡቕ ምኧኑ ኣረዲእካ ኴንካ ተዓራሪኽካያ። ገለ ነገር ጠሚርኩም ኢኹም ኣብቲ ሕውነት ዝበሃል ርክብ ተጸሚድኩም። ነዚ ዝምድናኣ ክትምርምሮ ምፍታንካ ጌጋ የብልካን እብል።

ፈለጥኹም ንዘመድቤተሰብ ሓዊስካ ብዙሓት ምኧኖም እርደኣኒ። ንሳቶምከ ናይ ሓቂ ከም ኣሕዋት ድዮም ዝፈልጥኹም ዋላስ ከም ካልእ? ዝያዳ ድማ ስድራኣ ከም መን ይፈልጡኻ? ምቕሳኖም ሓዋ እዩ ስለዝብሉ ኣይመስለንን። ጥዑይ ወዲ እዩ ኢሎም ስለዝኣመኑልካ እዩ ዝኸውን። ሕጂ ተቐርቦ ዘሎኻ ሕቶ ድማ ናይ ጥዕና እዩ። ነዛ ዓርክኻ ጓለንስተይቲ ምኧና ዘይምርሳዕካ ናይ ጥዕና ምልክት እዩ። ሰባት ብጾታዊ ዓይኒ ክጥምትኹም እንተዘይክኢሎም እሞ ሓዴኹም ጥዕና ከም ዘጕደለ ኣረጋጊጾም ኣለዉ ማለት እንድዩ ክኸውን ደኣ።

ምፍቓር ብዘይ ምልላይ ይፍጸም ድዩ? ምስ ተላለኻዶ ኣይኮንካን እናተፋቐርካ ትኸይድ ወይ'ውን ትጸላእ? እሞ ዝያዳ እንተተላለኻ ደኣ እንታይ ኣለዎ? ዝያዳ እናተፋለጥኩም ዝያዳ እናተፋቐርኩምዶ መጺእኩም? ዝያዳ ምፍታው ደኣ'ሞ ናበይ ገጹ ድዩ ዘምርሕ? ብኣረዳድኣ ምፍታውን ምፍቃርን በበይኖም ስለዝኾኑ፡ ኣይግበሮ ድኣ'ምበር ብሓደ ሽንኽ ንሸኻትኩም ኣመና እናተፋተኹም፡ ንሳ ድማ "ንፍቕሪ ዝኸውን" ኢላ መዲባ ካልእ ሰብ ትምርያ እሞ፡ ካብ ንዕኡ ንላዕሊ ንዓኻ እንተፈተወትካኸ፡

ዘየጠራጥርከ እንታይ ኣሎካ? ብኻልእ ከትራኸቡ ድያ ግድን ትብል ወይስ ብቴለፎን ወይ ብመሰንጀር እናተራኸብኩም ዕላልኩም እንተቐጸልኩም ግዲ የብላን። እንተዘይረኣኹኻ እናበለት ትሳቐ እንተላ፡ ኣይፈለጠቶን እምበር ንሱ ባዕሉ እዩ ሒዝዋ ዘሎ። እስከ ካብ ቃላታ ወጻኢ ድማ ካልእ ምልክታት ፈትሽ! ፍርዲ መስተውዓልቲ እንተሓዝካ፡ ምሳኻ ክትዕልል ከላ ከመይ ገይራ ከም እትጥምተካ፡ ኣብ ኣዒንትኻ ድያ ትጥምት፡ ኣሳጉማኹም ከመይ ከመይ እዩ? ብሓፈሻኡ ክትረኣኣዩ ከለኹም ፍቕራትዶ ትመስሉ ወይስ መሓዙት? ገምጋሞም ክህቡኻ ካብ ክልቲኡ ጾታታት እስከ ሕተት? ንኽልቴኹም ዘይፈልጥኹም እንተኾኑ ይሓይሽ እብል - ዘይዝንበዕ ፍርዲ ክህቡ ኪቐልለሎም።

እቲ ዘፍርህ ነገር ኣብ ዘይግዚኡ ንኽይትጠዓስ እዩ። ናይ ጣዕሳ እዋን ሂብካያ ኣለኻ። ሕጂ እንተተረደኣ ጽቡቕ፡ ብደምቢ ክትፋለጡ ሰባት ንርክብኩም ብፍቕሪ ተደልድልዎ። ዝምድናኹም ናብ ካልእ ዘየምርሕ እንተኾይኑ ግና ግዜኻ ኣይተጥፍእ። ሂወት ሓጻር እያ። ንዕኣ እውን ዕድላ ኢኻ ትዓጽወላ ዘሎኻ። ካልኦት ደፊሮም ክቐርብዋ ንበይና ግደፋ። ንስኻ እውን ምስ ካልኦት ተላለ። ንፍቕሪ ኢልካ ዘይኮንካስ ከምታ መትከልካ ብተራ ሌላ ጀምር። ተስፋ እንገብር ካልእ ሓወይ እትብል ከትመጸካ። ኣወዳት ኣሕዋት ዘለውዋ ርኢኻ እንተተዓራረኽካዶ ይሕሸካ? ኣይፋልን። ግድን ኣይኮነን።

ዝኾነ ቅድመ-ኩነት ከየቐረብካ ደኣ ተቐራረብ። ካብ ውሱን ተመኩሮኻ ተበጊስካ ድማ ሓፈሻዊ ገምጋም ደቀንስትዮ ኣይሃሉኻ። ዊንታ ሓንቲ ሰብ እያ። ሓፈሻዊ ሰብኣዊ ጠባይ፡ ከፊላዊ ኣንስታዊ ባህርዩ ኣብ ርእሲ ምውናና፡ ብዙሕ ናይ ውልቃ ጠባያት ዘለዋ ፍጥረት ምኧና ዘይምርሳዕ። እታ ብሕጂ እትቐርባ ሰብ፡መቐጸልታ ዊንታ ከይተገብራ ሓደራ። ወይለይ ባዕለይዶ ውድእ ውድእ ኣቢለዮ። ናብ ልባ ተመሊሳ ክትፋቐሩስ ትኽእሉ እንዲኹም። ክንደይ ኣሕዋት ኢና ክብሉ ጸኒሖም ዝተፋቐሩ ዘይንፈልጥ!

ሓውኻ ዳንኤል



ጽንጽር

# “ንስኺ ትሕሺ”

አልኣሚን ሓምድ

ንጓለ’ንስተይትን ወዲተባዕታይን ብማዕረ ዘይጥምት መረዳእታ፣ ግጉይን ከእረም ዘለዎን ምኽኑ ብዙሓት ዝሰማምዕሉ እዩ። ማዕርነት ዝብል ኣምር ኣብ ክንዲ ግደን ተራን ክልቲኡ ጾታታት ኣብ ህይወት ዝረአ፣ ብእቶት፣ ጉልበት ወይ ድማ ኣካላዊ ብቕዓት ዝኣመሰሉ ጓል መገዲ ነገራት ስለ ዝጥመት ናብ ጌጋ መደምደምታ ከብጽሕ ይርአ። ከም’ታ ጓል’ንስተይቲ መተካእታ ወዲተባዕታይ ክትከውን ዘይትኽእል፣ ወዲተባዓታይ’ውን መተካእታ ጓል’ንስተይቲ ክኸውን ኣይክእልን። ካብ’ዚ ሓቂ’ዚ እንርድኦ ነገር እንተ’ሎ ድማ፣ ኣብ ህይወት፣ ቦታን ግደን ክልቲኡ ጾታ ማዕረን ተመላላእን ድኣ’ምበር፣ ነጸጺልካ ዝርአን ተበላላጽን ዘይምኽኑ እዩ።

ስለ’ዚ ድማ ብዛዕባ ማዕርነት ኣብ ዝዝረበሉ፣ እቲ መንቀሊ ነጥቢ፣ ውድድርን ምብልላጽን ዘይኮነስ ስኒትን ምምልላእን ክኸውን ኣለዎ። ወዲተባዕታይ ብኣካላዊ ኣቃውማኡ ተመኪሑ ብስፍሓት ደረቱን ድልዳለ ደናጉኡን ቀላጽሙን ምስ ዝምካሕ፣ እታ ጓል’ንስተይቲ ድማ በቲ ዓንጋሊ ህይወት ዝኾነ ደረት ኣፍልባን መሰረት ህይወት ዝኾነ ማህጸናን ምስ እትንየት፣ እቲ ጉዳይ “ማዕርነት” ዘይኮነስ፣ ተፈጥሮ ምኽሓድን ብዘይትውስኖም ነገራት ብምዝራብ ናብ ሓሽውየ ምምራሕን እዩ ዝኸውን። እቲ ዛዕባ ኣየናይ ጾታ ክንደይ ኪሎ ይምዝን፣ ኣየናይ ጾታ ክንደይ ኪሎ ይስከም… ወዘተ. ዝብሉ ሰነፍ ኣእምሮ ዘሰላስሎም ደቀቕቲ ሓቅታት ዘይኮነስ፣ ህይወት ናይ ክልቲኡ ጾታ ብምኽናን ህላወ ዘርኢ ወዲ ሰብ ብማዕርነት ክልቲኡ ጾታ ከም ዝረጋገጽን ኣብ ምርዳእ እዩ ዘሎ።

ሰኣን ካብ’ዚ መሰረታዊ መረዳእታ ምንቃል፣ ኣንስታዊ ጾታ ግዳይ ዝተፈላለየ ኣድልዎ ኮይኑ ጸኒሑ’ሎ። ደቂኣንስትዮ ናይ ትምህርቲ፣ ጥዕና፣ ስራሕን ግቡእ ዓስቢ ምርካብን፣ ናጽነት ሕርያታት ምህላው፣ ኣብ ቅድሚ ሕጊ ፍትሒ ምርካብን ካልእን ዝኣመሰሉ መሰላት ተሓሪምወን ጸኒሑ’ሎ። ናብ’ዚ ወጸዒ ኩነት ህይወት ዘብጽሕ ድማ እቲ ንደቀቕቲ መምዘኒታት ምርኩስ ገይሩ ዝምዕብል ኣበላላጺ ርድኢት እዩ። ኣብ መንጎ ክልቲኡ ጾታ ከተበላልጽ ምፍታን ኣብ መንጎ ዓቕብን ቁልቁልን ብብዝሕን ኣገዳስነትን ክትፈላሊ ከም ምፍታን እዩ። ዓቕበትን ቁልቁለትን ባህሪ ዘምጸኦም፣ ነናቶም ብልጫን ሕጽረታትን ዘለዎም



ንኣቃውማ ገጽ-ምድሪ ቅርጽን ግርማን ከም ዝህልዎ ዝገብሩ እዮም። ህላወን ኣገዳስነትን እቲ ሓደ ካብ ናይ’ቲ ካልእ ክነጻጽልን ከበላልጽን ዝፍትን ድሩት ኣፍልጦ ዘለዎን ካብ’ቲ ዝነበሮ ገዛ ወይ ከባቢ ኣርሒቑ ዘይጥምትን ዘይፈልጥን ጥራይ እዩ ክኸውን ዝኽእል። ክልቲኡ ጾታ ድማ ከም’ቲ ናይ ዓቕብን ቁልቁልን፣ በብልጫኡን ሐሕጽረቱን ዘለዎ፣ ብተመላላእነቱ ድማ ንገጻት ህይወት ትርጉምን ግርማን ዝህብ እዩ።

እቲ ጓል ተማሂራ ኣይተማህረት፣ ሕርያኣ ተኸቢሩ ኣይተኸብረ፣ ወፊራ ኣይወፈረት … እንታይ ከይተፋይድ ተባሂሉ ኣብ ልዕሊ ኣንስታዊ ጾታ ዝግበር ኣድልዎ እምበኣር፣ ንባህርን ተፈጥሮን ክሒዱ ኣብ ድሩት፣ ባዕሉ ሰብ ዝቖሞ ግጉይ መረዳእታ ዝኣምን እዩ። ካብ ባህርያዊ ሓቅን ተፈጥሮኣዊ ግዴታን ወጺእካ ንወዲ ኣዳም (ጾታኡ ብዘየገድስ) ክተዳሉን ክተበላልጽን ምፍታን ድማ ሰረት ዘይብሉ ዓንቃጺ ምዕባለ ወዲ ኣዳም ስለዝኾነ፣ ክኹነንን ክእረምን ኣለዎ።

እቲ ንጓል’ንስተይቲ ዘጓኒን ዝነኣእስን ድሑር ሞጎት ሰረት ከም ዘይብሉ ዘረጋግጽ መርኣያታት ኣብ መዓልታዊ ህይወትና ምሳና ኣሎ። ዝበለጸ ምርኣይ ድማ ኣብ በበይኑ ኩነት በበይኑ መርገጺ ዝወስድ ኣበሃህላታት ምህላዉ እዩ። ኣብ ኩሉ ጸቡቕ ተባሂሉ ዝእመነሉ መዳያት ህይወት፣

ወዲተባዕታይ ይበልጽን ይምረጽን ክበሃል ጸኒሑ፣ በደል ኣብ ዘጋጥመሉን ወጽዓ ክጉልበብ ኣብ ዝድለየሉን፣ እታ ፍርቂ ሰብ ኢኺ ተባሂላ ክትዋረድ ዝጸንሐት ጓለ’ንስተይቲ “ንስኺ ትሕሺ... ልብኺ ይዓቢ... ሰታሪት እንዲኺ....” ተባሂላ ክትጥበር ይፍተን።

“ንስኺ ትሕሺ ‘ዛ ጓለይ ተመሃሪ ስድራ ክትኣልዪ፣ ንስኺ ትሕሺ ‘ዛ ጓላይ ብቑጠባ ዘሐይለኪ ግበሪ፣ ልብኺ ይዓቢ ‘ዛ ጓለይ፣ ይሓይሽ ዝበልክዮ ይኹን ንነብስኺ ዝኸውን ዶ ከይጠፍኣኪ፣ ጸዋሪትን ሰታሪትን እንዲኺ ‘ዛ ሓፍተይ እዘን ዝርካብና ኣከናውንየን....” ክብል ተሰሚዑ ዘይፈልጥ ሰብ፡ ሃንደበት “ንስኺ ትሕሺ ተዓገሲ... ተጻወሪ ... ስተሪ... ከኣሊ” እንተ በለስ ቕንዕና ዶ የስምዕ?

ክትመሃር ወይ ናብ ሓደ ዓይነት ንጥፈት ክትዓዪ ሓሲባ ዝወሰነት ጓለ’ንስተይቲ ምስ ኣባላት ስድራቤታ ክትረዳዳእ ኣብ ዘይትኽእለሉ እዋን፣ እቶም ስኒት ስድራን ክብሪ ወለድን ክሕሎ ዝጽዕሩ ሽምግልቲ ቀዳማይቲ ዘቕርብዋ ዘረባ “ንስኺ ትሕሺ ስምዕዮም” እትብል’ያ። እዚ ብልክዕ እንታይ ማለት እዩ። “ንስኺ ትሕሺ’ሞ፣ እቲ ንህይወትኪ ይሕሸኒ ዝበልክዮ፣ ወለድኺ፣ ዓበይቲ ኣሕዋትኪ፣ ጎረባብትኺ... እቲ ብመሰልክን ማዕርነትክን ዘይኣምን ሕብረተሰብኪ ባህ ይብሎም ስለዘየሎ፣ ብዋጋ ጽባቐ ህይወትኪ ባህ ኣብልዮም” ማለት ዶ ይኸውን?

ወለዲ ንውላዶም ጓል ትኹን ወዲ ጸጽቡቑ ከም ዝምነዩ ዘካትዕ ኣይኮነን። እቲ ኣብ ጾታዊ ማዕርነት ዘይኣምን ወላዲ ግን እቲ ንውላዱ ‘ጽቡቕ’ እዩ ኢሉ ዝኣመነሉ፣ ምስ’ተን ደቂኣንስትዮ ውላዱ ዘይ’ዛተየሉ ምኽኑ እዩ እቲ ጸገም። እዚ ድማ ንጓለ’ንስተይቲ ድምጻ ከም ዘይስማዕን ርእይቶኣ ግምት ከም ዘይ’ወሃቦን ስለዝገብር፣ ውጽኢቱ “ንስኺ ትሕሺ ግና ንሕና ኢና ትምህርትኺ ክትቅጽልን ከይትቅጽልን፣ ሎም-ዘበን ክትምርዓውን ከይትምርዓውን... ምስ መን ከም ትዛመድን ዘይትዛመድን... ንውስነልኪ” ዝብል ተዋቓዒ መጎት ይኸውን። ንሳ ተሓይሽ እንተ ኾይና፣ እቲ ዝሓሸ ሰብ ዝሓሸ ሓሳብ ስለ ዝህልዎ ስለምንታይ ዘይትስማዕ? እንድዒ! ነገሩ ንስኺ ትሕሺ’ሞ መሰልኪ ኣብ እትኽልእሉ ዕድላትኪ ኣብ ዝኹለፉሉ ተቐበልዮ ማለት ከይከውን።

እዚ ኣበሃህላ እዚ ኣብ ውሽጢ ሓዳር ሽግር ምስ ዝፍጠር ከም መተዓረቒ ክቐርብ ከሎ’ሞ ዘገርም እዩ። በዓልቤታ ውሉፍ ኣልኮል ኮይኑ ዘዝረኸበን ኣብ ጠራሙዝ ከጥፍእ ናብራኣ ከይበላሸ፣ ኣይደልዮን ንዝበለት ጓል ኣንስተይቲ፣ “ንስኺ ትሕሺ ተረድእና ...” ኣብ ዝበሃለሉ እንታይ ማለት እዩ። ብርግጽ ጓለ’ንስተይቲ ንጥምረት ሓዳራ ክትጽዕርን ክትእርሞን ባህሪኡ ከመሓይሽ ንበዓል ቤታ ክትመኽሮን ክትሕግዞን ግዴታኣ እዩ። እዚ ማለት እቲ ዝተጋገየ ክእረምን ከይእረምን ‘ሰበይቲ’ ስለዝኾነት ምስ ጓሂኣ ክትነብር ማለት ግን ኣይኮነን። ኣብ ከምዚ ዝበለ ኩነት፣ ንስኺ ትሕሺ’ሞ እዚ ኣይግበኣክን’ዩ ንዓኺ ዝኸውን ዝሓሸ ሰብ ይፍጠረልኪ ምባል ፍትሒ ዶ ኣይኮነን።

ቃል ኪዳኑ ጠሊሙ ብወሰን ንዝወለደ በዓል-ቤታ መጋብሩ እትቃወም ኣደ “ንስኺ ትሕሺ... ንሓዳረይ በሊ... ጓለ’ንስተይቲ ሰታሪት እያ” ምባላ ኸ እንታይ ማለት ኮን ይኸውን? ደቂን በዓልቤቱን ኪዳኑን ክሒዱ ብወሰን ንዝወለደ ‘ሓዳረይ በሊ’ ማለት ነየናይ ሓዳር ማለት ኮን ይኸውን። ልክዕ እዩ ሰብ ይጋገ ይእረም ከኣ። ጌጋ ካብ ኣጋጠመ ተኸኣኣሉ ንቀዳማይ ጌጋ ብኻልኣይ ጌጋ ኣይድበስን ምባል፣ እኪት ኣሊኻ ሰብ ሓዳር ክተቀራርብ ምፍታን ልቦና እዩ። ይኹን ድኣ’ምበር፣ እቲ ምቅርራብን ምክእኣልን ብዋጋ ሓዲኦም ክኸውን ቅኑዕ ኣይኮነን።

ኩሉ እቲ ሓዳር ክሕይል፣ ስኒት ክድልድል፣ ቆልዑ ከይዝኽትሙን ገዛ ክትማሙቕን ዝግበር ጻዕሪ፣ ኣብ ልዕሊ ጓለ’ንስተይቲ ጸቕጢ ብምፍጣርን ብዋጋ ምርጫታታን ክኸውን ኣይግባእን። ጓለ’ንስተይቲ ዓንጋሊት፣ ሓላዪት፣ ሓብሓቢት፣ ሰታሪት እያ ዝበሃል፣ ብዋጋ ጽባቐ ህይወታ በደል ትጻወር፣ እናረኣየት ከም ዘይረኣየት እናሰምዐት ከም ዘይሰምዐት ትም ትበል፣ ንደቃን በዓል ቤታን ክጥዕሞም ሕርያኣን ምርጫታታን ቀቲላ ትንበር ማለት ኣይኮነን። ጽባቐ ህይወት ኣደ ማለት ጽባቐ ህይወት ምልእቲ ስድራ ማለት እዩ። ሕጉስቲ በዓልቲ ቤት ዘይብሉ ሕጉስ ሰብኣይ፣ ወይ ሕጉስቲ ኣደ ዘይብሉ ሕጉስ ውላድ ክህሉ ከቶ ስለዘይክኣል፣ መላእ ሕብረተሰብ ሕጉስ፣ ስልጡን፣ ሕርያታቱ ዝተኸብረ ንክኸውን፣ ጓለ’ንስተይቲ ክትሕጎስ፣ ክትስልጥን፣ ክትጥዒ፣ ድልየታታ ዝተማለኣን ንኽትከውን ዘኽእል መሰረታዊ ኣምር ክኽበር ኣለዎ። ንሱ ድማ ጾታዊ ማዕርነት እዩ።

እቲ ንደቀ’ንስትዮ ኣሕዋትናን ኣደታትናን “ንስኺ ትሕሺ...” እንብሎ ሓቂ እዩ። ንሳተን ይሕሻ! ዝያዳ ክጽብቓን ናብ ዝበለጸ መድረኽ ንኽመሓየሻን ግን እቲ “ንስኺ ትሕሺ” ምባል፣ ኣብ ግዜ ሽግር፣ ጸገማት ኣብ ዝቕልቀሉሉን ንምጥባረንን፣ ምሕረተን ኣብ እንደልየሉ እዋን ከም መለመንን መስድዕን ጥራይ እንብሎ ክኸውን የብሉን። እቲ ክኸውን ዘለዎ ንመሰለን ከም ተኾብቲ፣ ንምርጫታተን ከም ወሰንቲ ምኳን ሓዲግና፣ ኣብ ማዕርነተን ምእማን እዩ።

እዚ ዕዉት ክኸውን ድማ “ፍቕርቲ በዓልቲ ቤተይ፣ ሓላዪት ሓፍተይ፣ ናባዪት ወላዲተይ፣ ክብርቲ ኣደ ዓባየይ፣ ንስኻትክን ትሕሻ’ሞ ብመሰልክንን ጾታዊ ማዕርነትክንን ዝመጽእስ ዓገብ ደኣ በላ!”

# ሰእን መገዲ ምሕባር



"ኣብ ደረት መገዲ ወይኒ ዝተኸለን ቆንጆ ሰበይቲ ዘላቶ ሰብኣይን ደቂሶም ኣይሓደሩንዮም።" እትብል ጥቕሲ ዝበዝሕ እዋን ምስ ሂወተይ ኣተኣሳሲረ እየ ዝርእያ። ምናልባት እዛ ጥቕሲ እዚኣ ንኸምዚ ከማይ ዘይተመርዓወን ልቢ ደቂ ተባዕትዮ እትሰልብ ኣፍቃሪት ዘይብሉን ኣይትምልከትን ትኸውን። ግና ቆንጆ ሰበይቲ ዘላቶ ጥራይ ድዩ ደቂሱ ዘይሓድር?

ሓሙሽተ ስድራ ኣብ ዘለዋ ስድራቤት እየ ተወሊደ ዓበየ። ስድራና ካብ'ቶም ብዘሎዎም ዓቕሚ ደቆም ዘኣልዩ ኤርትራውያን ስድራ ሓንቲ እዮም። ዋላ'ኳ ካብ'ቶም ሃብታማት ዚብሃሉ እንተዘይኮንና፡ ማእከላይ መነባብሮ ከም እንነብር ግና ኣዳዕዒ0 እምስክር። ስድራና ሃብታማት ዘይምዃኖም ሓሲብናዮን ዘኪርናዮን ኣይንፈልጥን። ኣብ ገዛና ካብ ሃብቲ ንላዕሊ እንውንዮ ጸጋ ፍቕሪ እዩ። ኣብ ቤትና ዘላ ፍቕሪ ጎረባብትና ከይተረፈ "እንዳ ኩሱዶ" ብምባል፡ ብእንውንዮ ፍቕርን ምትሕልላይን ከይጠቕሱና ዚውዕሉ ኣይኮኑን። ኣቦይን ኣደይን ከም ካልኦት ሰብ ሓዳር ተባኢሶም ወይ ብጭቕጭቕ ነዊሕ ዝኸዱሉ እዋን ፍጹም ኣይዝከረንን። ከም ሰብ ሓዳር መጠን ኩራ ኪርእዮም ንቡር'ኳ እንተኾነ ተቐያዪሞም ንሕና ደቆም ከሳዕ እንዕዘቦም ግና በጺሖም ኣይፈልጡን። መሰረት ናይ ገዛና ፍቕሪ እምበኣር ወለድና እዮም። ሰለስቴና ደቆም ካብኦም ብዝወረስናዮ ፍቕሪ ንሓድሕድና ተኸባቢርናን ተፋቒርናን ክንቅጽል ሓጊዙና እዩ።

ሕሳስ ልደ ናይ ገዛና ቤትኤል እትብሃል ጓል እያ። ሓንቲ ከም ሓሙስ ስለ ዝኾነት፣ ኣብ ገዛና ዝያዳ ኩሉ እትርእ ፍጥረት ነበረት። ኣቦይ ኣደይ ካብ ክልቴና ኣሕዋት ንላዕሊ "እዚኣ ንቤትኤል" ብምባል'ዮም ዘቕድሙ። እዚ ኣበሃህላኦም ግና ኣባይን ኣብ ምንኣስ ሓወይን ሕማቕ ጽልዋ ኣየሕደረን። እኳ ድኣ ብኣንጻሩ ንሕናውን ልክዕ ከም ወለድና፡ "እዚኣ ንቤትኤል ትኹና ምሽ..." ብምባል ኢና ሕልፍና ንሰርዓ።

ቤትኤል ናይ ገዛና መበራህቲ እያ እንተበልኩ ኣየጋንንኩን። ንሳ ኣብ ቤት እንተዘይኣትያ፡ ገዛና መርዓት ከም ዘፋነወት ዳስ ሕልምልም ክትብል እዝከረኒ። ከገርመኩም ቤትኤል ኣዕላሊት ኣይኮነትን። ካብኣ ንላዕሊ ምንኣስ ሓወይ ተጻዋትን ኣዕላልን ከንሱ፡ ኣብ ቤት እንተዘየላ ግና ቀዳመይቲ እትዝከር ንሳ እያ። ብፍላይ ኣነ ብቤትኤል ሕሙምየ። ኣብ ልዕሊኣ ዘሎኒ ፍቕሪ መግለጺ'ውን ኣይረኸበሉን።

ዕድመ፡ መምህር ወዲ ሰብ እዩ። ከም ዕደመ ገይሩ ብተግባር ዚምህር ነገር ኣሎ ዝብል እምነት የብለይን። ኣብ ህይወትና፡ መዓልታዊ ምስ ዕድመና እናተመኩሮናን እናተመሃርናን ኢና እንኸይድ። ኣብ ናይ ሂወት ተመክሮ እናተማህሩ ዘይከዱ ሰባት ኣብ ጉዕዞ ናብራኦም ዕዉታት ኣይኮኑን። ሓንሳእ ወዲቖካ ዳግማይ ተንሲእካ ንኸይትወድቕ ምክልኻል ብናይ ሂወት ተመክሮ እዩ ዚጥረ።

ቤትኤል፡ ሰላዕ ኢላ ጓል ኣኸለት። ቆንጆናኣ ዋላ ንዓይ ሓዋ ከለኹ "ዓይኒ ጸላኢ ይድፈነላ" ክሳዕ ኩብል ዝገደደኒ ሰሓቢ ኾይኑ። መሽከላ ቁርጽ ኣቢልካ ነደይ እያ ትመስል። ኣደይ ካብ'ተን ኳዕናናት ወይዘራዝር ሓንቲ እያ። ቤትኤል ኣብ ዕድመ ግርዝውና ምስ በጸሐት፡ ምስ ኩልና ዝነበራ ጠባይ ተቐዪሩ። ኣነውን ካብቲ ኣቐዲሙ ዝነበረና ርክብ ክቕየር ተገዲደ። እዚ ጥራይ ዘይኮነ፡ ብቤትኤል ሓብተይ ስግኣት ሓዲሩኒ፤ "ኣብ ደረት መገዲ ወይኒ ዝተኸለ..." ከም ዝበልኩዎ፡ ኣብ ጌጋ ከም እትወድቕ ልበይ ፍርሕ ፍርሕ ክብል ጀሚሩ። ብሓቂ ክነግረኩም፡ ጽብቕቲ ሰበይቲ ዘላቶ ጥራይ ዘይኮነ፡ ጽብቕቲ ሓብቲ እውን እተደቅስ ኣይኮነትን።

"ኣይትውጽኢ፡ ኣይተምስዩ..." ዚብል ንስግኣትና ዘንጸባርቕ ዘረባ ኣብ ልዕሊ ቤትኤል ሓብተይ ኪደጋገም ጀሚሩ። ብፍላይ ናተይ ካብ ዓቕን ንላዕሊ ሓሊፉ። ብድፍረት ኣፍ ኣውጺእ ኣይዛረበሉ እምበር፡ ቤትኤል ሓብተይ ንማንም ወዲ ተባዕታይ ሰላም ክትብል ይወሓጠለይ ኣይነበረን። እቲ ዓይኒ ወዲ ተባዕታይ ዘየሕልፍ ቆንጆናኣ ኣብዘይጠቕሙ ሰባት ወዲቑ ክርኢ ትምኒተይ ኣይኮነን። "እዛ ሓብተይ ከመይ ዝበለ ምሁርን ሃብታምን ኪወስዳ ኣሎዎ።" ዚብል ባህጊ ስለ ዝነበረኒ፣ ንነፍሲ ወከፍ ስጉምታ ብዓይኒ መርፍእ እከታተሉ ነበርኩ።

"ንጓል ኣብ ገዛ ኣእቲኻ ብመፍትሕ ዕጸዋ፤ ድሓር እቲ ዝዓጸኻሉ መፍትሕ ኣብ ኢዳ ሃባ።" ዝበሉና ዝነበሩ ሰብኣይ ዝርስዖም ኣይኮንኩን። እዛ ኣበሃህላኦም ኩሉ ግዜ ትምስጠንን ተርጉሙ ክርእያ ትዕድመንን ነበረት። "ንጓል እኹል ማዕዳ እንተ ሂብካያ፡ ናይ ሂወታ ሓላፍነት ባዕላ ትስከምያ" ማለቶም ምዃኑ ሽዑ'የ ተረዲአዮ። ኮይኑ ግና ብተግባር ክሰርሓላ ኣይፈተንኩን።

"እንታይ ክትገብርያ እዛ ጓል እዚኣ ገዛና ትመጽእ?" ሓደ መዓልቲ ንቤትኤል ዝተዛረብኩዋ እዩ። ዕዋላ ኢሉ ዝሓስባ

ናብ ቤትኤል ትመጽእ ጎረቤትና ነይራ። ሓቂ ‘ሓይሽ ሕማቕ ክትገብር ርእየያ ኣይፈልጥንየ። በቲ እተዘውትሮ ኣከዳድናን ኣብ ጸጉራ ዝለኸየቶ ሕብርን እየ ጸሊኣያ። ቤትኤል ደድሕሪኣ ከይትኸይድ ንምክልኻል እየ ወትሩ ምስ ሓብተይ ብሕማቕ ዘልዕላ። ቤትኤል ተቓውሞ እተስምዕ ጓል ኣይኮነትን። “ባዕላ እናመጸትሞ እንታይ ክብላ” ኢላ ጥራይ ትምልስ። እዛ ኣበሃህላ እዚኣ’ውን ኣዝያ እንተ ሓሪቓ እትመልቆ እያ።

ቤትኤል ኣብ ጽቡቕ ወዲቓ ክርኢ ወትሩ ዝሓልሞ ዝነበርኩ ባህገይ እዩ። ኮይኑ ግና ከም ዓቢ ሓዋ መጠን ብዘይካ ንኸይትወጽእ ምክልኻል ናይ ሂወት መገድታት ከርእያ ኣይፈተንኩን። ብዛዕባ ምስ ኣወዳት ዘለዋ ርክብ ከመይ ክኸውን ከም ዘለዎ? ዕርክነትን ትርጉሙን? መዘና መሓዙት ዝህልወን ጽልዋ?... ኣዕሊለያ ኣይፈልጥን። ከተማ ሒዘያ ብምውጻእ ሻሂ ዘስተኹዋ ኣጋጣሚ’ውን ፍጹም የለን። ከምዚ ቁሪ ከይረኽቦ ኢልካ ንህጻን እትድኑብድቦ፡ ቤትኤል ድማ ከም ተሓጻኒት መርዓት ደገ ከይርኣየት ክትነብር’ዩ ዳርጋ ናይ ኩልና ባህጊ። ብኣተሓሳስባና፡ ካብ ሓደጋ ኪሕሉዋ ዚኽእል እንኮ ምርጫ ንሱ’ዩ ዝመስለና ዝነበረ። ቤትኤል እውን ኣሚናትሉ ግዲ ኾይና፡ ንምሕጽንታ ኩልና ኣየዕበረቶን። ካብ ገዛ ዝወጽኣትለን መዓልታት ብዘይምግናን ፍቕዲ’የን። “ኣበይ ከይዳ?” እንተ ተባህለት፡ ኣብ ነጻላ መንደቕና እትርከብ መሓዛኣ ምኧና ዳርጋ ዘይፈልጥ ኣይነበረናን።

ሓደ መዓልቲ’ዩ። እታ መዓልቲ ሓሙስ ምንባራ ኣጺቢቐ እዝክራ። ሞባይለይ ድምጺ ኣስሚዓ፡ “ነጋሲ ዲኻ?” ዚብል ናይ ከተረጋግጽ ዝደለየት ጓል ድምጺ ሰሚዐ። ነጋሲ ምኧነይ እሕብራ። ዝደወለትለይ ሰብ ዝፈልጣ ኣይኮንኩን። “ክረኽባ ደልየ ነይረ።” ምስ በለትኒ ግና ተደናጊረ። መንነታ ኣብ ዝሓተትኩሉ እዋን ብዘይካ ስማ ካልእ ሓበሬታ ኣይሃበትንን። ብዙሕ ክትዛረብ ዘይደለየት ስለእትመስል ሕቶኣ ንምኽባር ብቐጸራ ተፈላሊና።

ኣብ ዝቖጸረትኒ ቦታ በጺሐ፡ በተን ዝሓበረትኒ ሕብሪ ክዳና ገጽ ንገጽ ተረኣኣና። ኣርብዓታት ዝረገጸት ወይዘሮ እያ። ከምዚ ነዊሕ ትፈልጠኒ፡ ምውቕ ሰላምታ ኣቕረበትለይ። ክደናገር ስለ ዝረኣየትኒ፡ “ሓደ ነገር ክትሕግዘኒ ስለ ዝደለኹ’የ ጸዊዐካ” ኣሕጸረቶ። ካብ ምጥርጣር ስለ ዘይወጻእኩ ክሓታ ኣይደፈርኩን። ናብ ሓደ ጽምው ዝበለ ቦታ ወሲዳ ዕላል ጀመረትለይ። ሕማም ኣይድስ ጠቒሳ ትዛረብ ስለ ዝነበረት፡ ኣማኻሪት ሕማም ኤች.ኣይ.ቪ/ ኤይድስ ምኳና ከይሓበረትኒ ፈለጥኩ። “ንምንታይ ግና እዚ ኹሉ ዕላል ንዓይ?” ዚብል ሕቶ ግና ኣይተመለሰለይን። ብኑብሰይ ተጠራጢረ ዝፈልጥ መንእሰይ ኣይነበርኩን። ሓደ ግዜ ተመርሚረ ናጻ ምኳነይ ኣረጋጊጸ እየ። ብድሕሪኡ ጠንቀምቀም ዝበልኩሉ ኣጋጣሚ የለን።

መቸም ኣርባዕተ ነጥቢ ዘይብሉ ዕላል ጭራሑ ንዘይሓዞ ሰብ ጭንቀት እዩ። “ኣንፈት ዕላላ ናበይ ገጹ’ዩ’ ኢለ እናተጸበኹ፡ ቤትኤል ሓብትኻ ድያ?” ብምባል ሃንደበት ሓተተትኒ።

“እወ ሓብተይ፡ ኢሂ?” ብዓይኒ ጥርጣረ ጠሚተያ። ስም ቤትኤል ምስ ተጠቕሰ፡ ልበይ ካብ ዝዓረገቶ ክመልሳ ኣይከኣልኩን። ኑብሰ ስጋይ ብራዕዲ ከንፈጥፍጥ ጀመረ። “ብዛዕባ ቤትኤል እንታይ ክትብልኒ ደሊኺ?” ኣዋጠርኩዋ።

“ህድእ በል ነጋሲ” በለት፡ “ከም ሰብኣይ መጠን ክትቅበሎ ኣለካ” ዘረባኣ ከይወድኣት ከይወድቕ ፈሪሐ። እቲ ሓደጋ ናብ ቤትኤል ገጹ ምኳኑ ገና ስማ ከይተጠቕሰ ኑብሰይ ነጊሩኒ። ብድሕሪኡ፡ “ቤትኤል ሓብትኻ ብኤች.ኣይ.ቪ. ተለኺፋ ኣላ” ደርጉሓትለይ። ዘይእመን ነገር “እመን” እናበለ ኣብ ቅደመይ ደው ኢሉ። ንዝበለትኒ ፍጹም ክቕበሎ ኣይከኣልኩን። “ካብ ገዛ ወጺኣ ዘይትፈልጥ ጓል” ከም ጸማም፡ እዚኣን ጥራይ ደጋገምኩ።

ዝወረደካ ከይፈተኻ ኢኻ ትቕበሎ። ንቤትኤል ሓብተይ ኣብ ቤታ ኣዕቍባ እያ ንዓይ ደዊላትለይ። ከም ዘይብጻሕ የለን ገዛኣ በጺሕና። ካብ ልቢ ዝፈትዋ ጽቡቓ ዝተመነኹ ሓብተይ፡ ብተስፋ ምቑራጽ ኩርምይ ኢላ ጸኒሓትኒ። ምስ ረኣየትኒ ከም ኣቦኡ ዝርኣየ ህጻን ኣብ ሕቝፈይ ተጠምጢማ። ውሕጅ ክትብሎ እትደፍር ንብዓት ነቢዕና። ኣማኻሪት ሲስተር ካብ ቤትኤል ንላዕሊ ንኣይ ምእባድ ከፊእዋ። እታ ካብ ገዛ ከይትወጽእ ጥራይ ንሕልዋ ዝነበርና ቤትኤል ካብ እንዳ መሓዛኣ ጎረቤትና ሕማም ኣምጺኣ። ኣኮ መሓዛኣ በታ ዝፈትዋ ሓብተይ ተጻዊቱ ከይኣኽሎ ብኤች.ኣይ.ቪ. ለቢድዋ። እታ ንኽትፈልጥ “ስድራኣን ኣሕዋታን ዘይሓገዙዋ ቤትኤል፡ ናይ መጨረሽታ ዕጫኣ እዚ ኾይኑ።

ካብ ነጋሲ






# “ምስ ሰባት ዘሎኒ ርክብ ብኸመይ ከዕብዮ እኽእል?”

## ናይ ድቃስ ጸገመይ ብኸመይ ከመሓይሽ እኽእል?

*ሕቶ፥ ድቃስ ካብ ዝኣብየኒ ኣዋርሕ ኣቑጺረ ኣለኹ። ለይቲ ለይቲ ንዓራተይ እወድቑ እምበር እድቅሰሉ እየ ክብል ኣይደፍርን። ኣብ ዓራት ደይበ ቀባሕባሕ እናበልኩ ብዙሕ ሰዓታት እገብር። ምኽንያት ዘይመደቀስየይ ንሰባት ክውክሶም እንክለኹ፥ “ትጭነቕ ከይትኸውን?” ይብሉኒ። ኣነ ግና ብናብራይ፥ስርሐይን ሓፈሻዊ ኣቃውማይን ዕጉብ እየ። ዘጨንቕ ነገር እውን የብለይን። ብሰንኪ ድቃስ ምስኣነይ ግና እርበሸን እሓርቕን። ቀትሪ`ውን ናይ’ቲ ለይቲ ድቃስ ዝሰእኖ ግዲ ኾይኑ፥ ሕማም ርእሲ፥ ቀጨውጨው ምባል፥ ትኹረት ምስኣን፥ ምርሳዕ ወዘተ ስለዘጋጥመኒ ኣድማዒ ስራሕ እሰርሕ የለኹን። ሕጂ ቀንዲ ክትሕግዙኒ ደልየ ዘለኹ ንምንታይ ድቃስ እስእን ከም ዘለኹን ንዘሎኒ ጸገም ብኸመይ ክትፈትሖ ከም ዝኽእልን እዩ።*

*ወዲ ባረንቱ*

መልሲ፥ ጠንቂ ድቃስ ምስኣንካ ብዙሕ ምኽንያታት ኪህልዎ ይኽእል እዩ። ጭንቀት ጥራይ እዩ ድቃስ ዝኸልእ ዚብል ርድኢት እውን የብልናን። ይኹን'ምበር ንስኻ'ውን ኣብዚ ሕጂ እዋን “ኣይጭነቕን ኣለኹ” ክትብል ቅኑዕ ኣይኮነን። ሽሕ ግዜ ብናብራኻ ዕጉብ ኩን፥ ድቃስ ብምስንካ እኳ የጨንቐካ ከም ዘሎ ትገልጽ ኣሎኻ።

ብዝኾነ ጸገምካ ብዙሕ ከቢድ ከም ዘይኮነ ክነዘኻኽረካ ንፈቱ። እዘን ኣስዒብና እንህበካ ምኽርታት ብግቡእ ክተተግብረን እንተኺልካ ብዙሕ ከም እትሕገዝ ትስፉዋት ኢና፥

1. ብቐጻሊ ኣብ ተመሳሳሊ ግዜ ክትድቅስን ክትበራብርን ፈትን። ድሕሪ'ዚ ውሽጥኻ ናይ ባዕሉ ናይ ምድቃስን ምብርባርን ግዜ ኪፈጥር እዩ። ናይ ድቃስ ሰዓትካ ምስ ተቓረበ ከኣ ክትፈዝዝ ኢኻ።

2. ቀትሪ ምድቃስ ኣቋርጽ። ብፍላይ ከኣ ኣብ ኣጋ ምሸት። ቀትሪ ግድን ክድቅስ ኣለኒ በሃሊ እንተ'ኼንካ ግና ኣብ ከባቢ ጨው ቀትሪ ካብ 15-30 ደቓይቕ ጥራይ ክትድቅስ ኣሎካ።

3. ግዜ ድቃስካ እናተቓረበ ኪመጽእ እንከሎ፥ ከዘናግዑኻ ዚኽእሉ ነገራት ከም ማይ ኣውዒኻ ሰብነትካ ምሕጻብ፥ ተለቪዥን ምርኣይ፥ ምንባብ፥ ሙዚቃ ምስማዕ፥ ሞባይል ምርኣይ ወዘተ ምዝውታር።

4. ኣልኮላዊ መስተ'ውን መጀመርታ ስለዝደንዝዘካ ቀልጢፍካ ከም እትድቅስ ይገብር እዩ። የግዳስ ንጽባቐ ድቃስካ ብኣሉታ ይጸልዎ ጥራሕ ዘይኮነ ለይቲ ቀልጢፍካ ከም እትበራበር እውን እዩ ዚገብር። ምእንቲ'ዚ ኣልኮላዊ መስተ ምውጋድ ኣዝዩ ሓጋዚ እዩ።

5. ሽሕኳ ኣብ ኩሉ ሰብ እንተዘይኮነ፥ ኣብ ኣጋምሸት ቡን ምስታይ ንነዊሕ ሰዓታት ንቑሕ ኴንካ ከም ትጸንሕ ክገብረካ ስለዝኽእል፥ ምውጋዱ ሓጋዚ እዩ።

6. ኒኮቲን እውን ልክዕ ከም ቡን ኣንቃሒ ባእታ ስለዝኾነ፥ ሽጋራ ተትክኽ እንተ'ኼንካ፥ ካብ ወልፊ ሽጋራ ንምንጋፍ ልዑል ልምምድ ኪድልየካ እዩ። እቲ ምንታይሲ፥ ለይቲ ምትካኽ ምስ ኣቋረጽካ፥ ሳዕቤን ናይ`ቲ ምቁራጽ፥ ድቃስ ክኸልኣካ ልዑል ልምምድ ኪድልየካ እዩ። እቲ ምንታይሲ ለይቲ ምትካኽ ምስ ኣቋረጽካ፥ ሳዕቤን ናይ`ቲ ምቁራጽ፥ ድቃስ ክኸልኣካ ስለዝኽእል።

7. ኣብ ዓራት ደይብካ ክትድቅስ እንተዘይክኢልካ ... ኣብኡ ወዲቕካ ድቃስ ኣይትለምን። ምኽንያቱ ድቃስ ምስኣንካ ንጭንቀት ኣቃሊዑ መመሊሱ ንኸይትድቅስ ስለዝገበር። ስለዚ ኣብ ዉሽጢ 30 ደቓይቕ ክትድቅስ እንተዘይክኢልካ ተንሲእካ ምንባብ፥ ሙዚቃ ምስማዕ፥ ተለቪዥን ወይ ሞባይል ምርኣይን ካልእ ከፍዝዘካ ዚኽእል ስራሕ ምዕያይን ፈትን። ምስ ደኸምካ ኸኣ ተመሊስካ ትድቅስ።

8. እዚ ኹሉ ለውጢ ከምጽኣልካ እንተዘይክኢሉ ግና፥ ናብ ሓኪም ኬድካ ንጸገምካ ኪፍውስ ዚኽእል ተወሳኺ ምኽርን መድሃኒትን ምውሳድ ኪድልየካ እዩ።

ምንጪ፡- Tips for a good night’s sleep

## ምስ ሰባት ዘሎኒ ርክብ ብኸመይ ከመሓይሽ እኽእል?

*ሕቶ፥ ዝበዝሐ እዋን ሰቕታ እየ ዝመርጽ። ምስ ሰባት ዝገብሮ ርክባት እናውሓደክዎ መጺኡ። እዚ ድማ ካብ ሰባት እናንጸለኒ መጺኡ። ብሰንኩ መብዛሕትኦም ሰባት ካብ ብእወንታ ብኣሉታ ከልዕሉኒ እመርጹ። ክንደይ በጠዋ ይብል’ዩ? ካብይ ዝመጸ ትዕቢት’ዩ እናበሉ ፍጹም ካብ ኣተሓሳስባይ ወጻኢ ብዝኾነ ነገር ይገልጹኒ። እንታይ እግበር? ምስ ሰባት ዘሎኒ ርክብ ብኸመይ ከማዕብሎ እኽእል?*

ሚኪኤል ካብ ዝባን ስንቀይ

መልሲ፥ ኣብ ሂወት እቲ ዝዓበየን ኣገዳስን ምስ ሰባት ንገብሮ ርክባትን ምብህሃልን እዩ። ምስ ሰባት ዝህልወካ ርክብ ንምምሕያሽ ብመትከል ክትሰርሓሉ ይግባእ። ጉዕዞ ሂወትና ብመንጽር ምስ ሰባት ዘሎና ምቅርራብን ምብህሃልን እዩ ዝምዘን። ኣብ ምብህሃል

ድኽመት እንተሃልዩካ፡ ጉዕዞ ሂወትካ ምቑጽ ክኸውን ኣጺጋሚ እዩ። ሚዛንካ ልዕሊ ልሳንካ ክኸውን ስለዘይክእል፡ ካብ ልሳንካ ዝወጹ ቃላት መለክዒ ሰብኣዊ መንነትካ ስለዝኾኑ፡ ኣዚኻ ክትጥንቀቐሎም ከኣ ግቡእ'ዩ። ካብ ምስ ገዛእ ኑብስኻ፡ እቲ ምስ ሰባት እትገብሮ ኢሂን ምሂን እዩ እቲ ወሳኒ ነገር። ዝበዝሐ ኣድህቦኻ እቲ ንስኻ ንሰባት ትህቦ ዘይኮነ፡ እቲ ንስኻ ካብ ሰባት እትረኽቦ ክኸውን ይግባእ። ኣብ እትግበሮ ርክባት ወይ ምብህሃል፡ ኣብ'ቲ እወንታ ተደህብ እንተ'ኼንካ ረባሒ ኴንካ ኣሎ'ኻ። ኣብ'ቲ ኣሉታ እንተድሂብካ ግና በንጻሩ'ዩ። እዚ መሰረታዊ ሕጊ ተፈጥሮ እዩ። ኣተሓሳስባና መስትያት ህይወትና እዩ። ጽቡቕን እወንታን ንሓስብ እንተ'ኼንና ሂወትና ይጽብቕ፡ በንጻሩ ሕማቕ ንሓስብ እንኼንና ድማ ሂወትና ይበላሾ።

ስለዚ ማይክ፡ ስቕታ ኣማራጺ ኣይኮነን። ምስ ሰባት እትገብሮ ርክባት ብእወንታ ጠምቶ። ካብ ልሳንካ ዝወጽእ ዘረባ ይኹን ሓሳባት ድማ ብዝከኣል መጠን ሃናጽን እወንታውን ክኸውን ጸዓር። ብልሳነይ ሰባት ከመይ ይሓርቁ ዘይኮነ፡ ከመይ ይሕጎሱ፡ ከመይ ሩፍታ ይረኽቡ ኢልካ ብግቡእ ክትሰርሓሉ ኣሎካ። ሓሳባት ዝውሕደካ እንተኾይኑ፡ ብግቡእ እንተሰሪሕካሉ ክተመሓይሾ ትኽእል ኢኻ። ኑብስኻ ብፍልጠትን ንቕሓትን ኣማዕብል። እቲ ምንታይ ኑቲ ምስ ሰባት እትገብሮ ርክባትን ምብህሃልን ክተዕቢ ደራኺ ሓይሊ ስለ ዝኾነ። ኣእምሮኻ መናሃርያ ጥቡብን ፍልጠትን ክኸውን ቀጻሊ ከተንብብ የድሊ። ኩሉ ግዜ ፍልጠት ዕጠቕ። ኩሉ ምፍላጥ ዘይከኣል እኳ እንተኾነ፡ ኩሉ ንክትርዳእ ግን ተሃንጠ።

## ልዑል ጸቕጢ ደም

ሕቶ፥ ***መበገሲ ልዑል ጸቕጢ ደም እንታይ እዩ? ብኸመይከ ክንከላኸሎ ንኽእል?***

መልሲ፥ ጸቕጢ ደም ዝበሃል ደም ኣብ ሰራውር ወይ ሻብቈታት ደም ክዘውር ከሎ ዝፈጥሮ ጸቕጢ ወይ ሓይሊ ማለት እዩ። ብኽልተ ቁጽርታት፡ ማለት "ሊስቶሊክ" ናይ ልቢ ህርመት ወይ ከምኡ'ውን ብ"ዲኣስቶሊክ" (ኣብ ሞንጎ ክልተ ህርመታት ልቢ ክተዕርፍ ከላ) ይምዘገብ። ሰባት ብግጉይ ኣገላልጻ "ብዝሒ ደም ዝብልዎ" ብሓቂ ልዑል ጸቕጢ ደም (ሃይ ብላድ ፕረዠር ወይ ሃይፐርተንሽን) እዩ። እቲ ልሙድ፡ ጥዑይ ወይ ቅቡል ዓቐን ሰብ 120 ኣብ ልዕሊ 80 ይጸሓፍ።

ጸገማት ልዑል ጸቕጢ ደም ንሕማም ልቢ፡ ኩሊት፡ ከምኡ'ውን ንወቕዒ (ስትሮክ) የቃልዓካ። ሰባት ዕድመ፡ ጾታ፡ ዓሌት ብዘየገድስ ልዑል ጸቕጢ ደም ክሕዞም ይኽእል።

ጠንቅታት ዝተፈላለዩ እዮም። ምጽባብ ኣርተሪታት (ሱር ደም)፡ ልዑል ህርመት ልቢ ምህላው ወዘተ። ብገለ ዘይተፈልጠ ጠንቂ እውን ይለዓል እዩ።እዚ ኰነትዚ ክፍወስ ዝከኣል እኳ እንተኾነ፡ ክንከላኸሎን ክንቈጻጸሮን ግና ንኽእል ኢና። ካልእ ምልክት ወይ ሓበሬታ ስለዘይብሉ፡ ብምዕቃን ጥራይ ኢኻ ልዑል ጸቕጢ ደም ከም ዘለካን ዘይብልካን ክትፈልጥ እትኽእል።

ንምውጋዱ ክንገብሮ ዝግበኣና፡ ልዑል ኮለስትሮል (ጎዳኢ ስብሓዊ ቅብኣት) ዘለዎ ምግቢ ዘይምውሳድ፡ ትምባኾ፡ ሽኮርያ ዘለዎ ሰብ፡ ከስዐ፡ ኣካላዊ ምንቅስቓስ ዘይምግባር፡

ሰባት ዘይቈጻጸርዎ ረቛሒታት ሓደጋ፡ ዕድመ (ደቂተባዕትዮ ልዕሊ 55 ዓመት፡ ኣንስቲ ልዕሊ 65 ዓመት)፡ ታሪኽ ሕማም ስድራቤት (ተወርሶ) እዮም።

ጥዑይ ቅዲ ሂወት ብምኽያድ ነዚ ሕማም ክተውግዶ ትኽእል ኢኻ። ብተወሳኺ (እቲ ሕማም ንዘጀመሮም) ቅኑዕ ኣመጋግባ፡ ጨውን ሰደየምን ዝወሓዶ፡ ካብ ከስዐ ምጒዳል ክብደት፡ ንጡፍ ኣካላዊ ምንቅስቓስ ምዝውታር፡ ኣልኮላዊ መስተ ምጒዳል፡ ትምባኾ ምግዳፍ ወይ ኣዚኻ ምጒዳል የጠቓልል።

## ብዝሒ ደምን ዋሕዲ ደምን

ሕቶ፡- ***ሓደ ብዝሒ ደም ከም ዘሎዎን ጸረ-ብዝሒ ደም መድሃኒት ዝወስድን ዝፈልጦ ቤተ-ሰበይ፡ "ዋሕዲ ደም ኣሎካ እንድዩ ተባሂለ" ምስ በልኩ፡ "እዋእ... ብዝሒ ደም ኣሎኒ ኢልካ መድሃኒት እናወሰድካስ ከመይ ኣቢሉ ደኣ ዋሕዲ ደም ክህልወካ ክኢሉ!?" ኢለዮ እናተገረምኩ። ንሱ ግና "እንድዒ ሓኪም ኢሉኒ" ካብ ምባል ሓሊፉ ዋላ ሓደ መርትዖ ክህበኒ ኣይከኣለን እሞ፡ ነዚ ዝምልከት ሓበሬታ እንተለኩም እባ ገለ በሉኒ።***

ኣልማዝ - ካብ ከረን

መልሲ፡- ኣብ ሕብረተ-ሰብና ብልሙድ ኣጸዋውዓ፡ 'ብዝሒ ደም' ክበሃል ከሎ 'ልዑል ጸቕጢ ደም' ማለት ኰይኑ፡ ኣብ'ዚ ሕጂ እዋን ገኒኑ ዝርአ ዘሎ ሰላሕታዊ ቀታሊ ሕማም እዩ፡
:

ልዑል ጸቕጢ ደም ክበሃል ከሎ፡ ብዝተፈላለዩ ጸገማት ዝብገስ ኰይኑ ብሰንኪ ምጽባብ ናይ ሻምብቈታት ደምን ካልእ ጸገማትን ዝስዕብ ሕማም እዩ።

ዋሕዲ ደም ከኣ ካብ'ቶም ብብዝሒ ንደቂ ሰባት ዘጥቕዑ ሕማማት ኰይኑ፡ ካብ ሕጽረት ቀያሕቲ ዋህዮታት ደምን ብጒድለት ንዕኦም ቀይሕ ሕብሪ ከም ዝህልዎም ዝገብር ሂሞግሎቢን ዝተባህለ ባእታን ክስዕብ ዝኽእል ጸገም እዩ። ስለዚ እዞም ክልተ ሕማማት ብዝተፈላለዩ ጠንቅታት ዝብገሱ፡ ዘራኽብ ነገር ዘይብሎም ጸገማት ካብ ኰኑ፡ ክልቲኦም ኣብ ሓደ እዋን ንሓደ ሰብ ከጥቅዕዎ ይኽእሉ እዮም።

## መረጋገጺ ድንግልና

ሕቶ፥ ***ኣብ ሰላሳታት ዕድመ ዝርከብ ንመርዓ ዝዳሎ ዘለኹ መንእሰይ እየ። ቅድሚ ገለ ኣዋርሕ ንመርዓ ምስ ዝተመናኸዋ ኣብ ከባቢ 20ታት ትርከብ ጓል ሻሂ ክስቲ ጀማሚረ ኣለኹ። እቲ ዘገርም ብዘይካ ኣብ ኣእዳዋ ኣብ ካልእ ክፍሊ ኣካላ ክሕዛ ኣይትፈቕደለይን ኢያ። ብወገነይ እዚ ምስኣ ዘሕልፎ ዘለኹ ግዜ ከም መፈታተኒ እየ ክጥቀመሉ ዝደለ። እንተኾነ ብተደጋጋሚ ንጾታዊ ርክብ ሓቲተያ ኣቕቢጻትኒ። ጓል ብዘዕባ ምኽና ስለዝጠራጠር ባዕለይ ክፍትና እደሊ እየ። ስለዚ ኑቲ ኣብ ድንግል ጓለንስተይቲ ዘጋጥም ደም ብዓይነይ ንምርኣይ ምጡን ግጽ ተጠቒመ ጾታዊ ርክብ ከም እንፍጽም እንተገበርኩ ከመይ ይረኣ፤ ስመይ ንኣሰናዳኢ ጥራይ።***

መልሲ፥ ቅድሚ መርዓ ጾታዊ ርክብ ምፍጻም ብኹሉ መዳይ ቅቡል ኣይኮነን።

እንተ እቲ ብዛዕባ ድንግል ምኳናን ዘይምኳናን ንምርግጋጽ ዝበልካዮ'ውን ንዕኣ ብምሕታት ጥራይ ኢኻ ክትፈልጦ እትኽእል። ምኽንያቱ ኣብ ናይ መጀመርታ ርክብ ኩሉን ኣዋልድ ይደምያ ማለት ከም ዘይኮነ ብዙሕ እዋን ተገሊጹ እዩ። ገለ ኣዋልድ እውን ብዘይ ሃይመን ዝውለዳ ኣለዋ። ገለ ምስ ሃይመን እተወልዳ'ውን ብሰንኪ ኣካላዊ ምንቅስቓስ፡ ሞዴስ ምጥቃምን ተመሳሳሊኡን ብቐሊሉ ክጠፍእ ይኽእል እዩ። ስለዚ ኣብ ናይ መጀመርታ ርክብ ደም ስለዘይረኣኻ ጥራይ ግድን ቅድሚ ሕጂ ጾታዊ ርክብ ፈጺማ ክትከውን ኣለዋ ዝብል እምነት ክህልወካ ኣይግባእን። ንኹሉ ብሓልዮትን ትዕግስትን ክትትግበሮ እዩ እቲ ዝሓሸ።

## ጥዑይ ቈልዓ ካብ ተሰካሚ ኤችኣይቪ

ሕቶ፥ **ኤች ኣይ ቪ ዘለዎም መጻምድቲ ጥዑይ ቈልዓ ክወልዱ ኣይክእሉን እዮም ክብሉ እሰምዕ'የ። ሓቂ ድዩ፧**

ሳዕድያ ሓሰን

መልሲ፥ ግቡእ ሕክምናዊ ኣልያ ብምግባር ጻዕቂ ናይ'ቲ ቫይረስ ከም ዝንኪ እንተገይሮም፡ ጥዑይ ቈልዓ ክወልዱ ይኽእሉ እዮም። ዝያዳ ኣተኣማማኒ ውጽኢት ንምርካብ ድማ ምስ በዓል ሞያ ምምኽኻር ኣገዳሲ እዩ።

## ጾታዊ ርክብ ድሕሪ መርመራ

ሕቶ፥ **ክልቴኻ ብሓባር ተመርሚርካ ካብ ኤች.ኣይ.ቪ. ናጻ እንተ'ኴንኩም ብዘይ መከላኸሊ ጾታዊ ርክብ ክትፍጽም ት'ኽእል ኢኻ ማለት ድዩ?**

ኤልሳ ካብ መንደፈራ

መልሲ፥ ብዘይመከላኸሊ ፍኑው ጾታዊ ርክብ ምፍጻም ኤችኣይቪ ጥራሕ ዘይኮነ ጉዳይ ካልኦት ብጾታዊ ርክብ ዝመሓላለፉን ብዓቢኡ ዘይተደልየ ጥንሲን እውን ኣሎ። ቅድሚ መርዓ ፍኑው ይኹን ውሑስ ጾታዊ ርክብ ምፍጻም እውን ግቡእ ኣይኮነን።

ብዝኾነ ናብ ሕቶኺ ክንምለስ፡ ክልቴኹም ተመርሚርኩም ካብ ኤችኣይ ቪ ናጻ ምስ ተበሃልኩም፡ ድሕሪኡ ካብ 3 – 4 ሰሙን ዝወስድ ንውሓት ግዜ "ዊንዶው ፒርየድ" ዝበሃል ኣሎ። እቲ ቫይረስ ኣብ ዉሽጢ ሰብነትካ እናሃለወን ከተመሓላልፍ እናኽኣልካን ኣብ መመርመሪ ናጻ ክርኢ ይኽእል እዩ። ስለዚ ዝያዳ ኣተኣማማኒ ንምግባሩ፡ ድሕሪ ሓደ ወርሒ ዳግም መርመራ ምግባር ከድልየኩም እዩ።

## ምስ መሳርሕተይ ብኸመይ ክረዳዳእ እኽእል፧

ሕቶ፥ ***ወዲ 35 ዓመት ሰራሕተኛ መንግስቲ እየ። እንተ'ኾነ ኣብ ስርሐይ ዳርጋ መዓልታዊ ምስ መሳርሕተይ ዘይምርድዳእ የጋጥመኒ ኣሎ። ብሰንኪ'ዚ ድማ ነቲ ስራሕ ክጸልኦ ጀሚሩ'ሞ እንታይ ምስ ዝገብር እየ ምስ መሳርሕተይ ብጽቡቕ ተወሃሂደ ክሰርሕ ዝኽእል?***

ሞኘስ ካብ ከረን

መልሲ፥ ዝኸበርካ ሞኘስ፡ እቲ ጉዕዞ ንውህደትን ዓወትን፡ ብዓቢኡ ንስኻ ብእወንታዊ ተበግሶ ጀሚርካዮ ስለ ዘሎኻ ክትዕወተሉ ከምትኽእል እምንቶና እዩ። ናይ ሕቶኻ መልሲ ንምጅማር፡ ኣብ ብዙሕ ኣጋጣሚታት ክንረኽቦም እንደሊ ሰባት ክንመርጽ ንኽእል ንኸውን፤ ኣብ ስራሕ ዘጓንፉና ሰባት ግን ብምርጫና ከነምጽኦም ኣይንኽእልን ኢና። ምኽንያቱ እቲ ቐንዲ ዕላማ ስራሕ ስለ ዝኾነ። እቲ ዘሎ'ንና ኣማራጺ እምበኣርከስ፡ ከምዚ ንስኻ ትደልዮ ዘሎኻ ባዕላዊ ተባግሶ ወሲድካ ኣብ'ቲ ስራሕ ነቲ ስራሕን ንመሳርሕትኻን ብእወታ ክትከስበሎም ዘኽእለካ ምቹእ ሃዋህው ክትፈጥር ምጽዓር ጥራይ እዩ።

ነዚ ንምትግባር ዘሎ'ንና ዝበለጸ ኣማራጺ ኸኣ ነቶም ሰባት ከም ዘለውዎ ተቐቢልና፡ ምስኣታቶም ብሓባር ብምስራሕ ከዐውተና ዝኽእል ናይ ሓባር ዕላማታት ብምፍጣር፡ ነቲ ናይ ሓባር ዕላማታት ንምውቃዕ ብሓባር ክንሰርሕ እዩ ዘሎና። ኣብ"ቲ መስርሕ ገለ ፍልልያት ናይ ኣረኣእያ ኮነ ኣረዳድኣ ኪፍጠር ንቡር ተርእዮ እዩ። እንተ'ኾነ፡ በዚ ተርእዮታት እዚ'ውን ክንስንበድን ተፋጢጥና ፍልልያትና ክንቅጽልን ኣይግበኣናን። እንታይ ደኣ ምስ መሳርሕትና ምቹእ ግዜን ኩነታትን ብምምራጽ ተላዚብና ንፍልልያትና ከነጽብቦ ጥራይ እዩ ዘሎ'ንና። ከመይሲ፡ ዓወት ኣብ ስራሕ ወትሩ ነንሓድሕድካ ብምጥምማት ኣይትመጽእን እያ። ንፍልልያትካ ብልዝብን ምርድዳእን ብምጽባብ ናብ ሓደ ናይ ሓባር ዕላማ ብምጥማት'ምበር። ስለዝኾነ፡ ምስ መሳርሕትና ዚገጥመና ግድላት ምስኦም እናነበርናን እናተላዘብናን ጥራይ ኢና ክንፈትሖ እንኽእል።

መዓልቲ መጸ ኣብ እነካይዶ ናይ ምንባር ጉዕዞ ምስ መሳርሕትና ኮነ ካልኦት ናይ ኣረኣእያ ፍልልያት ኪጋጥመና ባህርያዊ እዩ። እንተ'ኾነ በዚ ፍልልያት ክንደሃል ዘይኮነስ፡ መበገሲ ናይ'ቲ ፍልልያት ንምርድዳእን ኣብ ሓደ ናይ ሓባር ዕላማ ንምብጻሕን መታን ክንክእል፡ ብግሉጽነት ርድኢታትና ንመሳርሕትና ንምግላጽ ቅሩባት ብምኳን፡ ንሳቶም'ውን ርዲኢታቶም ክገልጹልና ጽን ብምባል ናይ ልዝብ ባይታ ክንፈጥር ጥራይ እዩ ዘሎ'ንና። ልዝብ ዘይብሉ ዕጹው ሰብ ምስ ሰባት ሓቀኛ ዝምድና ክምስርት ኣይክእልን እዩ። ምኽንያቱ ግሉጽ ልዝብ መሰረት ስኒትን ሓድነትን እዩ። ኣብ ስራሕካ ንኽትስማማዕ፡ ንኽትረዳዳእ፡ ልዕሊ ኹሉ ድማ ብስሙር ጉዕዞ፡ ናብ ዓወት ንኽትጎዓዝ፡ ልዝብ ኣገዳሲ እዩ።

ተላዚብካ ምኽኣል እምበኣርከስ ሓድሕዳዊ ምኽብባርን ምርድዳእን ይጠልብ። ኣብ እዋን ልዝብ ንሰባት ከተኽብሮምን ሓቀኛ ክትከውንን ኣሎካ። ብመገዲ ልዝብ ምስ እንጎዓዝ ድማ ነዞም ዝስዕቡ እወታውያን ባህርያት ክንከሰብ ንኽእል። ፍልልያትካ ተጽብብ፤ ኣብ ነገራት ሓባራዊ ኣረዳድኣ ተማዕብል፤ ተመኩሮ ትድልብ፤ ሽግርን ሕጽረታትን ናይ ሓድሕድካ ትገላለጽ፤ ዝሓሸ ኣማራጺታት ትረክብ፤ እዚ ኩሉ ድሕሪ ምግባር ድማ ናይ ሓባር ዕላማ ትሕዝ ወዘተ።

ዝኸበርካ ሞኘስ ህይወት ማለት እምበርከስ ነንሓድሕድካ ምጥምማት ዘይኮነስ፡ ናብ ሓደ ተመሳሳሊ ዕላማ ብሕብረት ምጥማት ማለት ስለ ዝኾነ፡ ንሕጽረታት መሳርሕትኻ ብምርዳእ ንፍልልያትኩምን ዘይምርድዳእኩምን ንምፍታሕ ወትሩ ግዜ ናይ ልዝብ ሰብ ብምኳን ንጡፍ ኣገባብ ልዝብ ተጠቐም።

## ባህልን ስነጥበባትን

# ድምጻዊ ረሻድ ሑሴን መሓመድ

# “ያታዊ ግጥምታት ዓፋር ናብ ደርፌ ቀይረ ከምጽኦም እጽዕር ኣለኹ”

*መለስ ንጉሰ*

**◆ ብድሕረ ባይታኻ ክንጅምር**

ወርሒ ጥቅምቲ 1992 ኣብ ሓውሲ ከተማ ፎሮ ተወሊደ። ኣቦይ ብስራሕ ምኽንያት ዓዲዓዲ ገያሻይ ስለዝኾነ፡ ንዓሰብ ኬድና። ክሳብ ወዲ 4 ዓመት ዝኸውን ኣብ ዓሰብ ጸኒሐ። ኣብ 1997 ንጊንዳዕ መጺእና። መባእታ ትምህርተይ ኣብ ጊንዳዕ ቤት ትምህርቲ ሕድሪ ሰማእታት ተማሂረ። ማእከላይን ካልኣይ ደረጃን ድማ ኣብ ቤት ትምህርቲ ቀይሕ ባሕርን ሰምሃርን ኣብ ባጽዕ ተማሂረ። 26 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ንምፍጻም ሳዋ ወሪደ።



**◆ ጉዳይ ሳዋ ከመይ ነበረ?**

ሳዋ ጽቡቕ ኔሩ። ምስ ብዙሓት ዝተፈላለየ ብሄር ተላሊናን ተመሓዚናን። ታዕሊምና ምስ-ወዳእና ልክዕ ከምቶም ቀዳሞት ካብ 1-5 ዙርያ ዝነበረ ጉዕዞ እግሪ ኣካይድና። ካብ ሳዋ ተበጊስና ንኣፍዓበት ብእግሪ በጺሕና። ኣብ ኣፍዓበት ንዓመትን 4 ወርሕን ጸኒሕና። ኣብ ናይ ኣፍዓበት ጸንሖትና ዝተፈላለዩ ኣገደስቲ ድፋዓትን ታሪኻውያን ቦታታትን ሳሕል ክንዕዘብ ክኢልና። ታሪኻዊ ቦታታት ናቕፋን ማርሳ ተኽላይን ብእግርና እናተጐዓዝና ተላሊናዮ። ኣብ’ቲ ቦታ ‘ኣይዳብ’ ትብሃል ጉጅለ ባህሊ ተመስሪታ፡ ኣብኣ ተጠርኒፍና። ክሳብ ሕጂ ድማ ኣብታ ሽዑ ዝተመስረተት ጉጅለ ባህሊ ክ/ሰራዊት 84 ኣባል ኰይነ እሰርሕ ኣለኹ።

**◆ ካብ ፎሮ ክሳብ ጊንዳዕ ዝነበረ ግዜ ቁልዕነትካ'ኻ ብኸመይ ኣሕሊፍካዮ?**

ሙብዛሕትኡ ዝዝክሮ ኣብ ጊዳዕ ዘሕለፍክዎ እዩ። ከም ኲሉ ቈልዓ ጊንዳዕ፡ ኲዑሶ እግሪ እናተጻወትኩ'የ ኣሕሊፈዮ።

**◆ ኣብ ሙዚቃዊ ዓለም ብኸመይ ኣቲኻ?**

ኣብ ጊንዳዕ 4ይ ክፍሊ እንከለኹ ኣብ ምዕጻው ቤት ትምህርቲ መዛሙር ንዝምር ኔርና። ብኽምኡ እቲ ፍቕሪ ናይ ደርፍን ድምጻዊ ናይ ምኳን ህንጡይነትን ሓዲሩኒ። ድሕሪ እዚ ኣብ ባጽዕ ምስከድና እቲ ዝንባሌታት ዝያዳ ክጉህር ጀሚሩ። ብፍላይ ሓደ ናይ ሙዚቃ መምህር ንባጽዕ መጺኡ ተመሃሮ ክምህር ምስጀመረ ኣነ'ውን ኣብቲ ኣፍደገ ኮፍ ኢለ ነቲ ሙዚቃ እሰምዕ ኔረ። እቲ መምህር ተዘይተጋግየ ሃባሽ እዩ ዝብሃል። ሃማመተኤ እዩ ኣምጺእዎ። ሓደ እዋን ኣብቲ ኣፍ ደገ ኮፍ ኢለ ክሰምዕ ምስተዓዘበ፡ “ደርፌ ትፈቱ ዲኻ?” ኢሉ ሓቲትኒ። እወ ምስበልክዎ፡ “ሙዚቃ ክትመሃር ትደሊ?” ኢሉ ደጊምለይ። እወ ምስበልክዎ ኣብ ክላስ ኣእትዩ፡ “እስከ ድረፍ” ኢሉኒ። ምስ ደረፍክሉ ካብ'ታ እዋን ኣትሒዙ ምስ'ቶም ተመሃሮ ኣእትዩ ክምህረኒ ጀሚሩ። ጊታር ክምሃር ከምዘለኒ ቦክስ ጊታር ሂቡ ከምዝምሃር ጌሩኒ።

ድሕሪ እዚ ኣብ ባጽዕ ብሃማመተኤ ተጠርኒፍና ከም ደራፋይ ክነጥፍ ጀሚረ። ስጋለት ትብሃል ዓባይ ጉጅለ ሃማመተኤ ኔራ፡ ምስኣ ተጸምቢረ ክደርፍ ጀሚረ።

**◆ ናይ በዓል መን ደረፍቲ ክትደግም ጀሚርካ?**

ናይ ዓረብ ደርፍታት፡ ናይ ጅቡቲ ደርፍታት'የ ክደግም ጀሚረ። ናይ ሱዳን ደርፍታት ናይ በዓል ሓይደር ፖርት ሱዳንን ዎርድን ካብ ናይ ሃገርና ድማ ናይ ኣብራር ዑስማንን እድሪስ መሓመድዓልን ደርፍታት እናሰማዕኩ'የ ዓብየ።

**◆ ንኣብነት ናይ ጅቡቲ እንታይ ዝበሉ ደርፍታት?**

ጅቡቲ ብብዝሒ ዓፋር እዮም ዝደርፉ። ናይ ዓረብን ፈረንሳን ደርፍታት እውን ይደርፉ እዮም።

**◆ ደርፍታት ዓፋር ናይ ጅቡቲ ትዝክሮዶ?**

**◆◆ ንዓኻ ጠላሕ ዝበለካ ናይ መን እዩ?**

ዓብደለለ ጁቡታዊ እዩ። ኢብራሂም ኣቡካልድ ድማ ዚጋዩ፡ ዋይተ እዩ ሳጉኡ፡ ሕጂ ብህይወት የለን። ኣብ ኢትዮጵያ እዩ ሞይቱ። ሰብ ወዲ ጅቡቲ ወይ ኢትዮጵያዊ እዩ ዝመስሎ፡ ግን ኤርትራዊ እዩ። ኣዝዩ ንፉዕ ድምጻዊ ናይ ዓፋር እዩ። ናቱ ደርፍታት ባህ ዝበለንን ዝጸለወንን ድምጻዊ እዩ። ዓብደለለ ሓያል ደራፋይ እዩ፡ ኣነውን ናቱ ደጊመ ኣመዓራርየ ዝደረፍክዋ ደርፊ ኣላ። እዛ ደርፊ እዚኣ ዓብደለለ ከም ህያብ ንናስር ዓብደላ (ቱፋሕ) ዝሃባ እያ። ብድሕሪኡ ኣነ ደሪፈያ። እዛ ደርፊ እዚኣ ብቛንቋታት ኣምሓርኛ፡ ሶማል፡ ፈረንሳን ትግርኛን ተደሪፋ እያ። ብፍላይ ኣብ ሃገረ ፈረንሳ ኣብ ደረጃ ኣትያ ዝተሸለመት እያ። ካልእ ናይ ሑሴን ዝተባህለ ድምጻዊ ደርፍታት የድንቕም እየ።

**◆ ናይ ድምጻዊ ዓብደለለ (ኢብራሂም ዋይተ) ደርፊ ደኣሞ ጆባእ ዘይትብለና፡**

ጠዋሊ፡ ነዛ “ዎ ዓሳሀ” እትብል ደርፉ ከስምዓካ። ዎ ዓሳሀ ማለት “እታ ቐያሕ” ማለት እዩ።

“ያሎ ዓስ በዳል ያሪገን፡ ዓርመዐ ኡርደያሎ ባራ

ዓርመዐ ኡርደያሎ ፈናት የውዐ መሓይ ሐላይዓራ

ዋሪ ኢያ ኮክ ደገር ሃዊኒ

ኮክቢሱ ደገር ኣርመዐ

ምዓሳ ኣህ ዓሳ ይግሳ በድኢ ኣርምዓ

ኢንኪህ ተምዐ ኡርየ ዓርማዓነ ኣማይታኮ . .” እያ ትብል፡ ትርጉማ፡-

“እታ ቐያሕ

ኣብ ገምገም ባሕሪ እንፈልጣ ጽብቕቲ

ጓል ምዕርግቲ ምዕርጓት፡ ጸሓይ ንግሆ

ኣብ መንጎ ብዙሓት ጽቡቓት ዝደመቐት

ኣካላታ ዘንጸባርቕ ስርዕቲ መሸከል

እዚ ቐይሕ እቲ ቀይሕ ካብ ኩሉን ዝጸበቐት

ርእሰ-ጽባቐ እያ . . .”

**◆ ኣብ መዚቃ ዓለም ክሳብ ሕጂ እንታይ ኣበርኪትካ?**

ድሕሪ እዚ ኣብ 2009 ሽንግርዋ መጺኡ፡ ክሳዕ ካልኣይ መድረኽ በጺሐ። ኣብ'ታ ዝቐጸለት ዓመት እንደገና ተወዳዲረ 3ይ መድረኽ በጺሐ። ንእሽቶ ብምንባረይ ክዓቢ ኔሩኒ። ድሕሪ'ዚ ሃማመተኤ ንኡስ ዞባ ባጽዕ ሓንቲ ክሊፕ ሰሪሑለይ። “ኣኑ ዩንቲ ኮ” እያ ትብል። ዝያዳ ግን ብ “ፎያ” እያ ትፍለጥ።

**◆ “ኣኑ ዩንቲ ኮ” ማለት እንታይ ማለት'ዩ?**

“ኣኑ ዩንቲ ኮ” ማለት “ዓይነይ ይበቕኪ” ማለት እዩ። ድሕር'ዚ ኩሉ እቲ ኣብ ዞባ ዝካየድ ዝነበረ ሃገራዊ በዓላት ግንቦተ ሰነን መስከረምን ደርፍታት ንደርፍ ኔርና። ቐጺለ ናይ ሰባር ናኹራ ትገልጽ ደርፊ ሰሪሐ። ከምኡ እናበልኩ ዳርጋ ኩሉ ናይ ሃገር ደርፍታት እየ ደሪፈ። ልዕሊ 5 ዝኾና ኣብ ዞባ ሰሜናዊ ቀይሕ ባሕሪ ሰሪሐ። ጸኒሐ ኣብ ኣፍዓበት ሓንቲ ክሊፕ ክሰርሕ ተበጊሰ። ጊተል ትብል ደርፊ ኣዳልየ።

**◆ ጊተል እንታይ ማለት እዩ?**

ጊተል ማለት ወዝቢ ኣብ መንገዲ ማለት እዩ። እዚኣ ናይ መጀመርታይ ናይ ፍቕሪ ደርፊ እያ። ነዊሕ ጸኒሐ ድማ ሓንቲ ኣርእስታ ዝረሳዕክዋ ደርፊ ሰሪሐ። ብድሕርዚ ኣብ በዓላት ጥራይ ክደርፍ ጀሚረ። ብጠቕላላ ኣብ ሃገራዊ በዓላትና ካብ 17-18 ደርፍታት ደሪፈለ'ኹ።

**◆ ኣብታ ሬደንቲባራ እትብል ደርፍኻ ዘላ ሓንቲ ምጭውቲ ቓልዓ፡ ኣፍቃሪትካ ድያ?**

(ሰሓቕ) ኣይኮነትን። ሬደንቲባራ ሳልሰይቲ ናይ ፍቕሪ ደርፈይ እያ። ሕጂ'የ ሰሪሐያ። ባህላዊ ጉዳያት ኣብዚ ናይ ሻሞት መደብ ብክሊፕ ዝሰረሕዋ ኣብ ባጽዕ ዝተሳእለት ደርፊ እያ። ብዋርሳ መዘናግዒ ክሉብ ዝተመወለት እያ። ኣብ ዓሰብ ረሓይታ ክትስራሕ እዩ ኔርዋ፡ ግን እቲ ወጻኢታት ኣይተኻእለን ኣብ ባጽዕ ተሳኢላ።

**◆ እንታይ ድያ ትብል ደኣ ኣብ ረሓይታ ክትስኣል?**

ትርጉም ናይ'ታ ደርፊ ሓደ ገፋፍ ዓሳ ጓል ሱልጣን (ጓል ሹም) ኣፍቂሩ ብዛዕብኡ እተዘንቱ እያ። ሬደንቲባራ ንባዕሉ ጓል ሱልጣን ማለት እዩ። እታ ምጭውቲ ጓል ዝበልካያ ጓል ሱልጣን እያ። ኣብ ባህሊ ብሄረ ዓፋር ንጓል ሱልጣን ምጥማት ዒብ እዩ ዝቑጸር። ከምዚ ድፍረት እዩ ዝርኣ። ግን ፍቕሪ ሓያል ስለዝኾነ ሓደ ተራ ሰብ ንጓል ሱልጣን ከፍቅር ይኽእል እዩ። ኣብ ሞንጎ እዚ ዘሎ ግርጭት ንምስባር ኢና ሰሪሕናያ። ሓደ ተራ ገፋፍ ዓሳ ምስ ጓል ሱልጣን ፍቕሪ ከም ዝሓዞ'ሞ እዚ ድማ ገበን ዘይምዃኑ እተዘንቱ እያ።

**◆ ምስ ጓል ሱልጣን ፍቕሪ እንተሒዙካ ከመይ ይኸውን እቲ ግብረመልሲ? ሱልጣንከ እንታይ ማለት እዩ?**

ኣብ ብሄረ ዓፋር ሓደ ሱልጣን እዩ ዘሎ። ቦትኡ ኣብ ረሓይታ እዩ። ረሓይታ ካብ ዓሰብ 71 ኪሎ ሜተር ርሒቕካ ዝርከብ ከባቢ እዩ። ሱልጣን ማለት ከኣ ባህላዊ ገዛኢ ወይ ኣመሓዳሪ ማለት እዩ።

**◆ እዚ ሱልጣን ንመን'ዩ ዘመሓድር?**

ኣብ ኤርትራን ጅቡቲን ንዘለዉ ዓፋር እዩ ዘመሓድር። ናይ ኢትዮጵያ ዓፋር ናታቶም ሱልጣን ኣለዎም።

**◆ ብኸመይ እዩ ሱልጣን ዝኸውን? እቲ ኣገባብ ከመይ ይመስል?**

ብእንዳ እዩ። ሓንቲ እንዳ ንግስነት ትሕዝ፡ ሓንቲ እንዳ ድማ ምክትል ትሕዝ። እዚ ናትና



ንኣብነት ሱልጣን'ዩ ንግስነት ኣይኮነን። እቲ ኣገባብ ድማ ሱልጣን ክትካእ እንከሎ ወዲ ሓውብኡ እዩ ዝትክኡ፡ ወዱ ኣይኮነን። እታ ሓንቲ እንዳ (ገዛ) ሱልጣና ምስ ኣብቅዐ እታ ሓንቲ እንዳ ትቕበሎ። ሽዑ ወዱ ምክትል ይኸውን። ብኸምዚ እዩ ዝወሳሰብ ወይ ዝተሓናፈጽ።

**◆ ሱልጣን መዓስ እዩ ዝትካእ?**

ምስ ሞተ እዩ ዝትካእ። ድንካራ ዝተባህላ ከበሮ ኣለዋ ምስ ስልጣን ዝኸዳን ምስ ተተክኤ ዝተከኣን። እዚ ማለት ሱልጣን ምስ ሞተ እተን ክልተ ከበሮ ምስኡ እየን ዝቕበራ። ድሕሪ ሓደ ዓመት ተፋሒረን ይወጻ'ሞ ካልእ ቆርበት ተሰፍዩ ይግበረለን ሽዑ እቲ ህርመት ተሃሪሙ እቲ ሓድሽ ሱልጣን ይርከበን። ሽዑ ሹም ይኸውን።

**◆ ሕራይ ናብ'ታ ጉዳይና ንምጻእ'ሞ፡ ጓል ሹም እንተ ኣፍቂርካስ እንታይ ሰቡብ ኣለዎ?**

ንጓል ሹም በቲ ባህሊ ናይቲ እንዳ፡ ወዲ እንዳ ወይ ወዲ ገዛ እዩ ዝምርዓዋ። ደቂ ሓወቦታት እዮም ዝምርዓውዋ። ሓደ ተራ ሰብ ንጓል ሹም ምጥማት ልሙድ ኣይኮነን። እንተተፋቒሩ እውን ኣየመርዕውዎምን እዮም። ገለ እውን ብፍቕሪ ዝወለዱ ኣለዉ ግን ኣይምርዓዉን። ነዚ ኢና ክንሰብሮ ከም ሓሳብ ደርፌ ሰሪሕና።

**◆ እተን ደቂ ሹምከ ምስ ካልኦት ተራ ሰባት ዘለወን ርክብ ከመይ እዩ? ይተሓዋወሳ ድየን ኣብ ስራሕ፡ ትምህርቲ፡ ወዘተ?**

እወ ኩሉ ጸገም የብሉን። ከም ሰበን ይፋቐራን ብሓደ ይመሃራን የዕልላን እየን። ምስ ተራ ሰብ ፍቕሪ ዝሕዘን እውን ኣለዋ። እቲ ጸገም እቶም ዓበይቲ ስድራ ፍቓደኛታት ኣይኮኑን እዮም። እምበር ከም ኩሉ ዜጋ ንሳዋ ይወርዳ ይመሃራን ይሰርሓን ይለማመዳን እየን። እዚ ሕጂ ኣብ ስልጣን ዘሎ ሱልጣን ንኣብነት ስልጡን እዩ። ኣባል ባይቶ እዩ። ደቁ ሳዋ ዝሰደደ ሃገራዊ እዩ። እቲ ባህሊ ግን ከምኡ ጸኒሑ። ሕግታት ኣለዎም፡ ንጓሎም ክትወስድ እንተሓቲትካ ኣይህቡኻን እዮም። ንሕና ሕጂ ነዚ ኢና ክንሰግሮ ፈቲንና።

**◆ እቶም ክልተ ፍቑራት ብድሌቶም ተፋቒሮም እታ ጓል ሹም ፍቓደኛ እንተኾነትከ?**

እቶም ወለዲ ፍቓደኛታት ኣይኮኑን እዮም። ሓደ ኣሎ ኣነ ብዕላል ዝፈልጦ 3 ቈልዑ ካብ ጓል ስድራ ሹም ዝወለደ፡ ግን ኣየመርዓውዎምን። እታ ጓሎም ፍቓደኛ እንተኾይና ግን ካብ ምንጻግ ሓሊፎም ኣብቲ ወዲ ዘውርድዎ ጸገም የለን። እቲ እንዳ እዩ ዝኣብዮም፡ እቲ ሕብረተሰብ።

**◆ ናይ'ዛ ዝሰራሕካያ ክሊፕ ጓል ሹም እንታይ ግብረመልሲ ኔሩ?**

ኣዝዩ ጽቡቕ ግብረመልሲ እዩ ኔሩ።

**◆ ኣብታ ደርፌኻ ኣመራዲኻዮም ዲኻ ዋላስ እንታይ ኢኻ ኢልካ?**

(ስሓቕ) ኣየመራዕኽዎምን፡ ተፋትዮም ተፋቒሮም ጥራይ እየ ኢለ። ፍቕሪ ሓይሊ ከም ዘለዎ፡ ንሱ ፈትይዋ ንሳውን ፈትያቶ፡ ሓደ ተራ ገፋፍ ዓሳ ምስ ሓንቲ ጓል ሹም ተፋቒሮም ክነብሩ ከምዝኽእሉ እያ እተዘንቱ። ፍቕሪ ሓያል ምኳኑ እትነግር እያ እታ ደርፌ።

**◆ ምስ ምግፋፍ ዓሳ ዝተኣሳሰር ዝተመኮርካዮ እንታይ ኣሎ? ዓሳ ገፊፍካ ትፈልጥዶ? ምግፋፍ ዓሳ ከመይ እዩ?**

ቅድሚ 4 ዓመታት ይኸውን ናብራ ባሕርን ኣገባብ ምግፋፍ ዓሳን ከምኡ እውን ታሪኻዊ ቦታታት ባሕሪ ንምጽናዕ ንገማግም ባሕሪ ጢያ ከይደ ኔረ። ነቲ ባህሊ ከጽንዕ፡ ኣብ ባሕሪ እንታይ ይግበር፡ ሓደ ፈተነ ገይረ ኔረ። እቲ ህዝቢ እንታይ ይበልዕ? እንታይ ይዛረብ? ብእግረ-መንገደይ ድማ ምግፋፍ ዓሳ ከመይ ምኳኑ፡ ኣብ ምግፋፍ ዓሳ ምስ ምውጻእን ምእታውን መግፈፊ ሬተ፡ ዝድረፍ ደርፍታት ኣሎ። ንዕኡ ከጽንዕ ኢለ ንባሕሪ ኣትየ ነይረ። ገፈፍቲ ዓሳ ነታ ሓንቲ ጃልባ ሒዞም ምሸት ሰዓት 4 ምስ ነቐሉ፡ ነተን ጃላቡ ሙብራህቲ ወሊያም ነቲ ሬተ ምስ ዘርግሕዎ፡ እቶም ዓሳታት ናብቲ ሬተ ሙብራህቲ ርእዮም ይእከቡሞ ምግፋፍ ይጅመር። ሽዑ ሬተ ኣብ ምዝርጋሕን ዓሳ ኣብ ምውጻእን ዝድረፍ ደርፍታት ኣሎ።

"ንሕና ጎቦ ኢና ዘይድየብ



ንሕና ባሕሪ ኢና ማርሳ ዘለዎ

"መራሒና ወዲ ገመል ርእሰ ከተማና ኣስመራ" ዝብል ደርፍታት ኣሎ። ምስ'ቶም የመናውያን ገፈፍቲ ዓሳ ኣብ ባሕሪ ክትራኸብ እንከለኻ ብደርፌ ምፍኽኻር ኣሎ። ብደርፌ ኢኻ ትመላለስ። ዝደርፍ ኣሎ፡ ከበሮ ዝሃርም ኣሎ። ርእሱ ዝኸኣለ ወግዒ እዩ ዝካየድ። እናደረፍካ ድማ ኢኻ ትገፍፍ!

ንሕና ደቂ ዓፈር ናብራና ምስ ባሕሪ እዩ። ደርፍና እውን ብዛዕባ ባሕሪ እዩ። ቱታ ክንብል እንከለና ኣብ ባሕሪ ኳንና ኢና ቱታ ንብል። ናይ ውግእ ደርፍታት እውን ኣሎ። ኣብ መሬትን ባሕርን በበይኑ እዩ እቲ ደርፌ። ሎሚ ሎሚ ግን እቲ ናይ ባሕሪ ኣብ መርዓ ይድረፍ ኣሎ።(ክክክ)

**◆ እቲ ውግእ ዝበልካዮ ምስ መንዩ ውግእ ዝካየድ ኣብ ባሕሪ ይኹን መሬት?**

ምስ ጣልያን ምስ መሳፍንቲ ኣምሓራን መሳፍንቲ ትግራይን እዩ እቲ ውግእ ዝካየድ ነይሩ። መሬት ክግብቱ ምስዝመጹ ባዕዳውያን ዝካየድ ውግእ እዩ ነይሩ። እቲ ደርፌ ከምዚ ይብል፡-

"... ቱግ ቱግ ትብል ዓባይ መርከብና
ናህሪ ዘለዋ እትሕንበብ
ኣብ ዕምቆት ዘለዎ ባሕሪ ደው ኣቢልናያ!
ጽቡቕ ታሪኽ ከነውርስ ንደቅና ቕያ!!"

ዝብል እዩ። ነዛ ደርፌ ንኣብነት ኣብ ዝሓለፈ መዓልቲ ናጽነት ኣመሓይሸና ደሪፍናያ። ድምጻዊ የሱፍ ዓሊሞላ (የመኒ) እዩ ዝደርፋ ኔሩ። የመኒ ሳጓ እዩ። መበቆል ናይ ባሕሪ ደርፌ፡ ብሄረ ዓፋር እዩ። ኣነ ብላይፍ ብ24 ግንቦት 2021 ደሪፈያ።

**◆ ምስ ሰማእታት ዝተኣሳሰር እንታይ ጦብላሕታ ኣለካ፡ ኣብ መዓልቲ ሰማእታት ቀጻሊ ክትደርፍ እርእየካ'የ?**

ሰነ 20 ዝኸበረትን ዕዝዝትን ዕለት እያ። ከሉ ኤርትራዊ ድማ ብሓደ ዘብዕላ ረዛን ዕለት እያ። ኣነ ብዛዕባ ሰማእታት ከሉ ግዜ ትትንክፈኒ ሓሳብ እየ ደሪፈ። “ሰነ 20 ምሕዛን ኣይኮነን፡ ምሕጓስ ኣይኮነን፡ ምሕሳብ እዩ!” ትብል እያ። ትሕዝቶኣ ባባዩ ጌርዋ።

**ኣቦኻ ገጣሚ ድዩ?**

እወ ገጣሚ እዩ። እታ ናተይ ደርፊ “ወይደል” እያ ትብል። ወይደል ባህላዊ ሓወልቲ ዓፋር እዩ። ኣቦይ ንሰማእታት ከም ወይደል ምትርጓሙ የድንቐ እየ። ሰማእታትና ሓወልትና እዮም ኢለ ስለዝኣምን ኣዝየ ፈትየያ። ዜማ ናተይ እያ ግጥሚ ድማ ናይ ኣቦይ። ኣቦይ ሑሴን መሓሞዳ እዩ ዝበሃል።

**◆ እስከ ብዛዕባ ኣቦኻ ኣዕልለና፡**

ኣቦይ ናይ ምጽሓፍ ክእለት ኔርዎ። ኣብ 1975 ንሜዳ ምስ ወጸ ኣብ 1979 ድምጺ ሓፋሽ ምስ ተመስረተት፡ ብቛንቋ ዓፋር ጋዜጠኛ ኰይኑ ተመዲቡ። ኣብ ድምጺ ሓፋሽ ንመጀመርታ ግዜ፡ “እህ ኤርትርያ ኡመታህ ደንጎሎ!” ዝበለ እዩ። እዚ ድምጺ ሓፋሽ ኤርትራ እዩ ማለት እዩ። እቲ ኣብ ድምጺ ሓፋሽ ዘሎ ድምጺ ናይ ኣቦይ እዩ። ድሕሪኡ ከም ሳዓ ደንጎሎ ዝብል ወጺእዎ፡ ደንጎሎ ይብልዎ ኔሮም።

**◆ ድሕሪኡ ኑቲ ስነጽሑፍ ቀጺልዎዶ?**

ድሕሪ ናጽነት ኣብ ሚኒስትሪ ትምህርቲ ምስተመደበ ብዙሕ ይጽሓሕፍ ኔሩ። ናብ ድምጺ ሓፋሽ እውን ይሰድድ ኔሩ። መሓመድ እድሪስ ሕጂ ኣብ ሚኒስትሪ ዜና ዘሎ ድማ ሓወቦይ እዩ። ንሱ እውን ገጣሚ እዩ። ዓቢ ሓወይ እውን ገጣሚ ኣለኒ፡ ስለዚ ኣነ ብስነጥበበኛታት ስድራ ዝተኸበብኩ እየ። ጸጋታት ስነጥበብ ካብ ጥቓይ ኣይረሓቑን። ካብ'ዞም ቤተሰብ ተበጊሰየ ከምዚ ኾይነ።

**◆ ረሺድ ሑሴን መሓሞዳ፡ ረሺድ ማለት እንታይ ማለት እዩ?**

ብቛንቋ ዓረብ መሪሕ ማለት እዩ።

**◆ ኣሕዋትካ**

ኣርባዕተ ኣሕዋት ኣለና። ኣርባዕቴና ኣወዳት ኢና። ኣነ ካብ ቦኽሪ ካልኣይ እየ።

**◆ ቦኽሪ ሓውኻ ተመርዕዩ ዶ?**

ኣይተመርዓወን።

**◆ እንታይ ኰይኑ?**

ደራፋይ ዘይኰነ ኾይኑ! (ሰሓቕ)

**◆ ካብ ዘለዉና ናይ ዓፋር ደርፍታት ናይ መን ኢኻ ትፈቱ?**

ናይ መሓመድ ሻዕቢ እየ ዝደርፍ። ናቱ ድማ ይደግም። መሓመድ ሻዕቢ፡ “ኮማንዶ ኮማንዶ ሻዕብያ ኮማንዶ” ብትብል ዝያዳ ህዝቢ ዘላለዮ ደራፋይ እዩ።

**◆ ካብ ደርፍታቱ እታ ባህ ትብለካ ንገረና?**

ኩለን እየን ባህ ዝብላኒ፡ ግን ዝያዳ ዝፈትወን፡ “ኑንከ ኒባሮ” ንሕናን መሬትናን ከምኡ ድማ “ዓሰበት ኒሚ” ቀይሕ ባሕርና ዝብላ እየን።

*ገለ ትሕዝቶ ዓሰበት ኒሚ ንገረኒ፡*
*“ዓሰበት ኒሚ፡ ናቢ ኑሓበ*
*ምየ ኒም ኢንታ ነሚከ ነወይታ*
*ቢድ ባሕርያካሞ ዳሕራሳ*
*ኒሚ ኒሚ ኣፍ ዓሰምባድ ኒሚ!”*
*ትርጉሙ፡-*
*“ቀይሕ ባሕርና ናትናዩ*
*ኣቦና ዝገደፈልና*
*መንዩ ናተይ ዝብል ኑቲ ናተይ ዝደሊ*
*ሓለዋ ባሕሪ ኣሎ ደው ኢሉ*
*ናትናዩ ብምልኡ፡ ገማግም ባሕሪ ናትና እዩ!”*

**◆ ሽጥ ዝበለ ምልምል ሰብነት እዩ ዘለካ፡ ኣመጋግባኻ ከመይ እዩ፡ ካብ መግቢ'ኸ እንታይ ትፈቱ?**

ኣመጋግባይ ስሩዕ እዩ። ዝጸልእ መግቢ የብለይን፡ ዝያዳ ግን ዓሳን ስጋን እፈቱ።

**◆ ካብ ዝስቶ'ኸ?**

ከም ዓሳ ማይ እየ ዝፈቱ። ዝኾነ ወልፊ የብለይን።

**◆ ደስ ዝብለካ ሕብሪ**

ሮዛ።

**◆ ናትካ እትፈትዎ ደርፊ መን እያ፡ እንታይከ ትብል?**

ዝፈትዎ ደርፈይ ኣደይን ዓደይን እያ ትብል።

“ይናይ ይባሮ ገድ ረሓና
ኣፍ ዓሲም በዓይ ሉሉይ
ደሃቡ ዋና ሳዎለ ወን
ዕላይ ዓደ ዓሪ ዒቢና
ኣኑ ኩብራ ኣክህ ደገልተፍተ
ከፍይላ ይፍት ስርር ማሊ
ባራይ ሉዓ ኣብ ኢስኢንኪራሕታ
ኣቱኣንክ ዋረ ይናይ ያባሮ
ኩም ጋዕ ፍያለ ኣንክራ ገለ
ባሮ ኮምይ ሐላ
ኮምይ ሌላ”

ትርጉም:-
“ኣደይን ዓደይን እንኮ ሓንቲ
ወናኒት ሉልን ወርቅን ሰፊሕ ገማግማ
መርዓት ውሻጠ ዘይተቐድሐት ዒላ፡
ወድኺ ምኳነይ ብጉይታ ዝተመረቕኩ'የ፡
ኣደናቕትኪ ኣብ ኣፊይ ዘሎ፡
ፈጺሙ ኣየረብርበንን እዩ!
እቲ ብውሽጠይ ዝብሎ
ንስኺ ሓንቲ ኢኺ ንዓይ ዓደይ
ስምኪ ልዕሊ ኹሉ እዩ፡
መን ንዓኺ ይመስል፡ መንክ የርክበኪ!”

**◆ ናይ መጻኢ መደብካ እንታይ ይመስል?**

ፍልይ ዝበለ ጸላዊ ስራሕ ክሰርሕ ደስ እብለኒ። ደረጃኡ ዝሓለወ ተሳጋሪ ደርፊ ከቕርብ እሕልን። ከምኡ'ውን ያታዊ ግጥሚታት ዓፋር ብርክት ዝበሉ እዮም፡ ነዚኣም ናብ ደርፊ ቐይረ ከምጽኦም እጽዕር ኣለኹ።

**◆ ኣብ መጨረሽታ እትብሎ እንተሎ?**

ምስጋና እዩ። ንኹሎም ንኽዓቢ ኣብዚ ደረጃ ዘብጽሑኒ ወለደይ ብጹተይ ማሕበርን ኣሃዱይን ብልቢ ኣመስግኖም።

**◆ ዓወት ንምጽልካ ድምጻዊ ረሺድ።**









# “ሞያ ምውሳእ ናይ ባህርዪ ለውጢ ከምጽእ ሓጊዙኒ`ዩ”

## ስነጥበበኛ ንያት ኣፈወርቂ

ንያት ኣፈወርቂ ትብሃል። ኣብ ኣስመራ-ጐዳይፍ ብ1992 ተወሊዳን ዓብያን። ኣብ ኣብያተ-ትምህርቲ መረብ፡ ባናን ሓላይን ካብ መባእታ ክሳብ 2ይ ደረጃ ትምህርታ ተኸታቲላ። ምስ መበል 24 ዙርያ ናብ ሳዋ ብምውራድ ከኣ ናይ 12 ክፍሊን ሃገራዊ ታዕሊምን ብግቡእ ዛዚማ። ንያት ኣብ`ዚ እዋን ጽቡቕ ስም ኣጥርየን ካብ ዘለዋ መንእሰያት ተዋሳእቲ እያ። ንሓፈሻዊ ስነጥበባዊ ጉዕዞኣ ኣመልኪትና ዘካየድናዮ ዕላል ይስዕብ፦

**◆ ኣብ ቆልዕነትኪ ዝነበረ ባህሪ እንታይ’ዩ?**

ሓደ ናይ ስነ-ጽባቐ ሳሎን ክኸፍት እብህግ ነይረ። ኣብ ገዛና ንማማን ኣሕዋተይን ኣነየ ዘጸባብቐን ነይረ። ኣነ ጥራይ’የ ኣብ ደገ ወጺአ ዝምሸጥ ወይ ገለ። ስነ-ጽባቐ ኮሉ፡ ሜክ-ኣፕ ሓዊስካ፡ ሓደ ነገር ክገብረሉ እደሊ። ነጋዲት ናይ ምዃን ሕልሚ ነይሩኒ፡ ገኖ’ውን ኣሎ። ሓደ ትካል ንምኽፋት ኩሉ ሳዕ እሓስብ። ምውሳእ ግን ልዕሊ ኩሎም ኣብ ውሽጠይ ክኸእሎን ክገብሮን ምኳነይ ሓያል እምነት ነይሩኒ። ፈጣሪ ይመስገን ከኣ እሰርሓሉ ኣለኹ። ካብ ቆልዕነተይ፡ ክገብሮ’የ ንዝበልኩዎ ክገብር እነክስ እየ።

**◆ ተዋሳኢት ክትኮኒ ዝሓሰብክላ መዓልቲ ትዝክርያ ዶ?**

ታሽዓይ ክፍሊ ከለኹ’ዩ ዝመስለኒ። ‘ክሉብ ስነ-ጥበብ ክትምዝገቡ ትደልዩ’ ዝብል ሓበሬታ ምስ ረኣና፡ ንሙዚት መሓዛይ ኣካይድኒ ኢለ ክምዝገብ ከይደ። ተኣኪቦም ምስ ረኣኹ፡ ኣይተበርሃንን፡ ኣይተመዝገብኩን። ድሕሪኡ ነተን ኣብ’ቲ ክሉብ ዝተጠርነፉ መማህርተይ፡ መዓልታዊ ዝገብርኦ እሓተን ነይረ። ኣብ ቤት ትምህርቲና ብሃማመተኤ ወይ ካልእ ዝኾነ ምርኢት እንተነይሩ፡ ኣብ ቅድሚት ኣሳፊሐ ኮፍ ኢለ ኣለኹ። እንድዒ ኣብቲ እዋን ዝደፋፍኣኒ ድዩ ስኢነ ዋላ ዝደልዮ መስመር’የ ዘይረኸብኩ፡ ዋላስ መዓልቱ ዘይኣኸለ ኾይኑ ኣይጀመርኩዎን።

**◆ መዓስ ደኣ ምውሳእ ጀሚርኪ?**

ድሕሪ ክንደይ’ሞ ክብለካ’የ? ኮታ 2019 ጀሚረ።

**◆ ልዕሊ ዓሰርተ ዓመትዩ። ክንድኡ ግዜ ኣበይ ሓሊፉ?**

ከምቲ ቀዲመ ዝበልኩኻ፡ ተመሃሪት ካልኣይ ደረጃ ከለኹ፡ ብሰንኪ ፍርሒይ ድዩ ጥንቃቐይ ኣይጀመርክዎን። 2010-2011 ሳዋ በጺሐ ምስ መጻእኩ እቲ ዝሓሸ ግዜ ነይሩ። ግን ሓሚመ፡ ሸሞንተ ዓመት ካብ ገዛ ኣይወጻእኩን። እግረይ እሽገር ነይረ። ጠቕላላ ክንቀሳቐስ ዘይክእለሉ ግዜ’ውን ነይሩ።

**◆ ሸሞንተ ዓመት ካብ ገዛ ከይወጻእኪ ክትጸንሒ’ሞ ከቢድ ዶ ነይሩ?**

ካብ ገዛ ከይወጻእካ ንኸንድኡ ዓመታት ከቢድ እዩ። ኣብ ገዛይ ሰላም ኣሎኒ። ካብ ኣብ ደገ ዝረኽቦ ሓጐስ፡ ኣብ ገዛ ዝረኽቦ ይዓቢ። ውሽጠይ ሰላም ኣሎኒ። ማማየይ፡ ኣሕዋተይ... ከም ልበይ እየን ቢቃ። ኣብ ገዛና ከም ልበይ ስለ ዝኸውን ኣየጨንቐንን። ንቕበኣታትን ጽሑፋትን ራሄል ሓፍተይ ኣስተማቕር (ሳሕቲ ኸኣ እጽይቕ)። ንኣሕዋተይ ባዕለይ’የ ዘጸባብቐን፡ መዓልታዊ ሕክምናዊ ክትትል እገብር ነይረ። ሰላም ዘሎዎ ቤት ስለ ዘሎኒ’የ ኣውራ ክጥዒ ክኢለ። ከምዚ ኰይኑ ግን፡ መዓስ ይኸውን ኣይፈልጥን ነይረ እምበር፡

ሓደ መዓልቲ ካብ ገዛ ወጺአ፡ እቲ ክገብሮ ዝኽእል ክገብር ምዃነይሲ እፈልጥ ነይረ'የ።

### ◆ ኣተዓብብያኺ ኣብ ስነጥበብ ጽልዋ እንተ'ሎዎ?

ምስ መሳቶይ ገዛ-ገዛ ክንጻወት እንከለና፡ ንሉብሶም ገጸ-ባህሪ ናይ ካልእ ዘይኮነ፡ ፊልም ንርእዮም ዝነበርና ተዋሳእቲ'ዮም። ብቐደመይ ዝረኣኹዎ ምድጋም አዘውትር ነይረ። ውሽጥኻ ዝደፍኣካ ድዩ ኣምላኽ ሕሹኹ ዝብለካ ኸኣ ኣሎ እንድዩ፡ ናይ ቍልዕነት ጸወታና 'ምውሳእ' ምንባሩ ሓደ ረቛሒ'ዩ።

ዓባየይ ወናም ሳዕሳዒትን ተዋዛዩትን እያ ነይራ። ዋዛኣን ኣተዓልላኣን ጥቡብ ነይሩዎ። ራሄል ሓብተይ ቀባኢት፡ ጸሓፊትን ዲዛይነርን እያ፤ ኣብዚ ቀረባ ግዜ ኸኣ መጽሓፍ ንምሕታም ኣብ ምቅርራብ ኣላ። ራሄል ናይ ኩላትና ዝነኣስና ኣሓዋት ጸራጊት መገዲ እያ። ብዘይካይ፡ ኩለን ኣሕዋተይ፡ ደድሕሪኣ እናኸዳ ናብ ጽሑፍን ሕብሪታትን ዛዝየን። ጽቡቕ ናይ ምስትምቓር ድሕረባይታ ኣሎ ኣብ ገዛና። ሕጂ ኣብ ምልባስ ገጸባህሪ፡ ምጽናዕ ስክሪፕት፡ ኣከዳድናይ፡ ኣወሳስኣይ፡ ላህጃይን ናይ ቋንቋ ምልከተይን ኣድቂቐን ተዓዚበን ይእርማኒ። ርእይቶ ተዓዚበቲ ከይተረፈ ደዊለን ይሕብራኒ። ሰብኡት ኣኽዋተይ'ውን ከምኡ።

### ◆ ሳሎን ገዛኹም ብውሽጢ ተዓጽዩ እንተ'ሎ፡ ንያት ሓደ ነገር ትገብር ኣላ ማለት'ዩ፡' ይብሃል?

(ስሓቕ) እዋይ መን ደኣ ነገረካ? ሳዕስዒት ኣመና'የ ዝፈቱ። ሳሎን ዓጽየ ጥራይ ዘይኮነ ኣብ ማእከል ስድራይ'የ ዝስዕስዕ። ሳሎን ዓጽየ እንተ'ልየ፡ እቲ ቀደም ፍሉጥ እስዕስዕ ወይ እደርፍ ኣለኹ፡ እዚ ሎሚ ኸኣ ወይ እለማመድ ወይ'ውን እስዕስዕ ኣለኹ። ሰብ ክስዕስዕ እንከሎ ይሕጐስ፡ ይሕደስ፡ ይፍወስ እዩ። ገለኡ ብሃውሪ ዝገብሮ'ዩ፤ ኣነ ግን አስተማቕሮ'የ።

### ◆ ምውሳእ ክትጀምሪ ከለኺ ከመይ ነይሩ?

ኣብ'ታ መወዳእታ ክልተ ዓመት፡ ንጥዕናይ ኣብ ዝጥዕም ሰዓታት ውጽእ ኢለ ምልስ፡ ስራሕ ብጽሕ ኢለ ምልስ እብል ነይረ። ክዋሳእ ከም ዝደሊ ንዝነግሮም መሓዙተይ፡ ንጓል ከቢድ ምዃኑ ይነግሩኒ ነይሮም። ብዕድመ ንእሽተይ ኣይነበርኩን፤ ክበጽሖ ንዘለኒ ነገር ኪቃለሰሉ ነይሩኒ። ብባህረይ ዝሓሰብኩዎ ከይገበርኩዎ ዕረፍቲ ኣይረክብን እየ። ስለዚ ምኽሮም ኣየታረፈንን። "ምሳና ጀምሪ፡" ዝብሉኒ እውን ነይሮም። ኣነ ግን ትኽ ኢለ ክኣትዎ እደሊ ኣይነበርኩን። ቅድም ንእሽተይ ክፈልጥ እደሊ ነይረ። ኣብ መወዳእታ 2018፡ ብመምህር ኤፍሬም ካሕሳይ (ወዲ-ኹዳ) ዝወሃብ ስልጠናታት ተመዝጊበ። ሓደ ዓመት 'ኣድቫንስድ ዳይረክቲን' ተማሂረ። ኣብ'ቲ መንጎ ሓንቲ ክሊፕ ሰሪሐ፡ ብዙሕ ኣይተራእየትን። ተኸታታሊት ፊልም 'ኣየ ሰብ'፡ ክሰርሕ ብኢደ ታደሰ ዕድል ከፊቱለይ። ኣብ'ታ ፊልም ምስ ብዙሓት ተዋሳእቲ ተላልየ። ብእኡ ኣቢሉ ዝምድናይ እናገፍሐ ከይዱ። እዚ ክብለካ ግን፡ ሓንቲ ሰሪሐ 2-3 ወርሒ አዕርፍ ነይረ። ድሕሪኡ ኸኣ ጥዑማት መሳርሕቲ ረኺበ፡ ጥዕናይ እናሓለኹ እሰርሕ ኣለኹ ማለት'ዩ።

### ◆ እቲ ስልጠና እንታይ ጠቒሙኪ? ብቕዓትኪ ንምዕባይከ እንታይ ትገብሪ?

ጠቒሙኒ ጥራይ ዘይኮነ ኣሰጋጊሩኒ እዩ። ነቲ ድጉል ዝነበረ ተውህቦይ፡ ገላሊሁዎ'ዩ። ከሲበ'የ። ብተወሳኺ፡ ንምውሳእ ዝምልከት መጻሕፍቲ አንቢበ'የ፡ ፊልምታት ብኸመይ ከም ዝተሰርሑ ዝገልጽ ቪድዮታት እዕዘብ፤ ናይ ዝቐደሙ ተዋሳእቲ ተክኒካት ኣብ ገዛ እለማመድ፡ ፊልም ኣድቂቐየ ዝዕዘብ። 'ማስተር ክላስ' ናይ ፍሉጣት ተዋሳእቲ ሆሊዉድ እናተኸታተልኩ፡ ብዝዓቕመይ ኑብሰይ ከዕቢ እፍትን።



### ◆ ሓደስቲ ምውሳእ ክጅምራ ንዝደልያ መንእሰያት እንታይ ምበልክየን?

እዚኣስ ንብዓል ጽገ፡ ሻሹ፡ ውድሽ፡ ጀሪ፡ ርግኣት... ክትሓተን ትሓይሽ። እቲ ዝብልኦ ንዓይ'ውን መድለየኒ።

### ◆ ነታ ንእሽተይ ወይ ጀማሪት ንያትከ ኣብ ሎሚ ኾንኪ'ታይ ምመኸርክያ?

ክትገብርዮ እትደልዪ ነገር፡ ሓደ መዓልቲ ከም ትገብርዮ ኣሚንኪ ተስፋ ዘይትቖርጺ ምዃንኪ እፈትዎ'የ ቀጺልዮ። ኣኽባሪት ሰብ፡ ግዜን ሞያኣን ኳንኪ ቀጽሊ። ብዝተኻእለ መጠን ዝረኸብክዮ ዕድል ትምህርቲ ኣይተሕልፍዮ። ኣብ ቤት ትምህርቲ፡ ክለባት ድራማ እንተ ሂልየን ተሓወሲየን። ጒጅለ ባህሊ ወይ ክለባት ስነጥበብ ጸሪበን ከዕብያኺ እየን፡ ግን ከኣ ሓላፍነታዊት ኩኒ። እተገብርዮ ብምኽንያት ግበርዮ። ብሃማሙተኤ፡ ህግደፍ ወይ ኣብ ስማጥ ዝወሃብ ትምህርቲ ኣሎ፡ ዕድል ኣብ ዝረኸብክሉ ተጠቐምሉ። ንእሽተይ ትምህርቲ ነዊሕ'ያ እተሰጉም። ኣብ ዓመት ሓንቲ ክላስ እንተ ወሲድኪ፡ ኣብ'ታ ሓንቲ ኸኣ ሓንቲ እናወሰድኪ ክትከዲ ትኽእሊ ኢኺ። ኩሉ ነገር ካብ ባዶ ኣይመጽእን ስለዝኾነ፡ ኩሉ ሳዕ ውሽጥኺ ስምዒ፡ ውሽጥኺ እመኒ፡ ሓያል ኩኒ። ዘሰንብዱኺ ኣጋጣሚታት ክፍጠሩ ይኽእሉ እዮም፡ ንስኺ ግን ምቕጻል ኣይተቋርጺ። ነታ ሸሞንተ ዓመት ኣብ ገዛ ምስ ቃንዛኣ፡ ሃረር እናበለት ናብዚ (ብዓቕማ) በጺሓ ዘላ ንያት እናዘከርኪ ንቕድሚት ጠምቲ። ውድድርኪ ኸኣ ኩሉ ሳዕ ምስ ኑብስኺ ግበርዮ ... ክብላ ኣይምጸላእኩን።

### ◆ ዝተሳተፍኪዮም ስርሓት ...?

በታ ቀዳመይቲ ዝፈትዋ ናይ መድረኽ ድራማ "ኣልባ" ናይ መምህር ኤፍሬም (ወዲ-ኹዳ) ክጅምር ደስ ይብለኒ። ኣርቲስት፡ ልቢ'ቲ ፈቃር፡ ንጽቡቕኪ፡ ደሙት፡... ዝኣመሰላ 28 ሓጸርቲ ፊልምታት፡ ኣራማዊት፡ ክልተ ብኽልተ፡ ኣመንዝራ ኣይኮንኩን፡ ብፍቕሪ ቕተለኒ፡ መጉዚ፡ ማጨሎ ኣብ ዝኣመሰላ 14 ተኸታታሊን ፊቸርን ፊልምታት'ውን ተዋሲአ ኣለኹ።



**◆ ካብ'ዘን ዝተዋሳእክየን ምስ ተዓዙቡቲ ዝያዳ ዘፋለጥትኪ ኣየነይቲ እያ?**

ኵሉን በብዓቕመን ኣላልየናኒ ክኾና ይኽእላ እየን። ተኸታታሊት ፊልም "ማጨሎ" ግን ኣብ ነፍሲወከፍ ገዛ ስለዘላ፡ ምስ ሓፋሽ ዝያዳ ኣፋሊጣትኒ እያ።

**◆ ኣመራርጻኺ ኣብ ማጨሎ ከመይ'ዩ? እንታይከ ተሰሚዑኪ?**

ተሓጋጋዚ ዳይረክተር ኲይኑ ዝሰርሕ ምስ ዘሎ ስነጥበበኛ ሃኒ በለጾም ኣብ ሓንቲ ስራሕ ምስ ተፋለጥና፡ "ሓንቲ ስራሕ ኣላ ክድውለልኪ'የ፡" ይብለኒ ነይሩ። መዓልቱ ኣኺሉ ኸኣ ምስ ደራሲ ደበሳይ ወልዱ ኣራኺቡ፡ እዛ ሰምሃር እትብሃል ጠባይ ተዋሂባትኒ። ደስ እናበለኒ ተቐቢለያ። ንዓይ ጽቡቕ ኣጋጣሚ'ዩ ነይሩ። ንእግረ-መገደይ ነቲ ዝሃቡኒ ዕድል ከመስግኖም እፈቱ።

**◆ ሰምሃር ንምኳን ዝገበርኪዮ ጻዕሪ?**

ኣልዕል ኣቢለ ክነብዕ ኣይክእልን ነይረ። ፈለማ እታ ዛንታ እናኣንበብኩዋ ነቢዐየ። እቲ ዛንታን እታ ጠባይን ኣብ ነብሰይ ምስ ኣተወ፡ ልምምድ ወሲኸ ፈቲነዮ። ንበዓት ሰምዒት ምኳኑ ምስ ፈለጥኩ ኣይተጸገምኩን። ሃኒ'ውን ጽቡቕ ገይሩ ስለ ዘትሓዘኒ ኣብቲ ካልእ ኣይተሸገርኩን።

**◆ ኣብ'ዛ ፊልም ሒዝኪያ ዘለኺ ጠባይ "ሰምሃር" ዳርጋ ካብ መጀመርታኡ ብንበዓትን ጭንቀትን ተሰንያ እያ ትኸይድ ዘላ። ሰምሃር ክርህዋ ዶ ኸ'ዩ?**

ይገርመካ'ዩ፡ መጀመርታ ምስ ኣንበብክዋ ኣመና ኣደንጊጻትኒ። ሰምሃር ጥራይ ዘይኮነት እታ ስድራ'ውን። ነቢዐ። ምስ ደበሳይ ወልዱ ምስ ተራኸብና፡ "ኣታ ደብሽ፡ እዛ ስድራ እንታይ ገይራትካ? ቀልጢፍካ'ያ ኸኣ፡" ኢለዮ። "እቲ ግዜ'ዩ ቅልጡፍ፡ ከምዚ ዛንታ ኸኣ መሊኡ'ዩ ዘሎ" ኢሉኒ። ኩብደይ'የን በሊዐናኒ። ክርህወን ድዩ ኣይርሁን ግን ብሓደ ክንርእዮ`ሓይሽ።

**◆ ንያትን ሰምሃርን ዘመሳስለንን ዘፈላልየንን?**

ዘፈላልየን ደኣ መሊኡ። እንተወሓደ ናይ 10 ዓመት ፍልልይ ኣሎወን። ዘመሳስለና ነገረ ክሕጽረልካ። ... ሰምሃር ንወላዲታ ማራ'ያ ተኽብራን ተፍቅራን፤ ንያት'ውን ከምኡ እያ። ሰምሃር ንመሓዘታ ፈቃር'ያ፤ ኣነ'ውን ንመሓዛተይ ከፍቅረን፡ ግዜይን ካልእ ዝኽእሎን እህብ'የ።

**◆ ኣብ ናይ ሰምሃር ዕድመን ተመኩሮን ንዘለዋ መንእሰያት እንታይ ምኽሪ ምሃብኪ?**

ምኽሪ ክህብ በቒዐ ድየ?

**◆ እወ፡ እንተወሓደ ናይ 10 ዓመት ፍልልይ ኣሎክን።**

እዋይ ... መቸም ኣብዚ ዓለም ብዙሕ ዓይነት ሰብ'ዩ ዘሎ። "ጥዑም ዘረባስ ፎኲስ መተረኣስ፡" ድዩም ዝብሉ፡ ኣብ ግብሪ እምበር ኣብ ዘረባ ኣይትእመና። ብሕልፊ ኣብ`ዚ ተኣፋፊ ዕድመ`ዚ መካይድትኻ ርግእ ኢልካ ምስትብሃል ከድልየና እዩ፡ ንኽልቲኡ ጾታ። ኵሉ እንገብሮ ብርድኢትን ምኽንያትን ክንገብሮ፡ ምናልባት ከምዚ ናይ ሰምሃር ዘይተሓሰበ ጥንሲ ኣብ ዘጋጥመሉ፡ ሓላፍነት ወሲድና ንጥዑይ መጻኢ ክንሓስብ ይሓይሽ 'መስለኒ። ዝበዝሐ ዕድመና ብቕድሚኛና'ዩ ክብል ምደለኹ፡ እንተ ዘይደፈረ።

**◆ ካብ ፊልም ማጨሎ ረቢሖዮ ትብልዮ?**

ብዙሕ`ዩ። ከምቲ ኣቐዲመ ዝበልኩኻ፡ ስመይ፡ ብዓቕተይን ተመኩሮይን ከዕቢ ሓጊዛትኒ እያ። ብዓቢኡ ምስ`ቶም ዓበይቲ ሊቃውንቲ እዚ ሞያ ክሰርሕ ዕድል ረኺበ። ኣብ ብዙሕ ኣጋጣሚታት እናተራኸብና፡ ብሓባር ተዘናጊዕና። ካብቲ ዝዕበየ ፍሉይ ዝገበሮ ድማ ኣብ`ዛ ፊልም ዝሰራሕና ኵሉና፡ ዳርጋ ኣብ መላእ ሃገር ኣብ ታሪኻውን ልምዓታውን ቦታታት ዑደት ክንገብር ምጽናሕና እዩ። እቲ ጉዕዞ እንተላይ ብሆሊኮፕተርን ጃለቡን እዩ ነይሩ። እዚ ንዓይ ዓቢ ዕድል እዩ። ብዝኾነ ኣጋጣሚ ክበጽሖም እየ ኢለ ሓሲበዮም ዘይፈልጥ ቦታታት በጺሐ። ካብኡ ኸኣ ብዙሕ ተማሂረ ኣለኹ። ኣብ`ቲ ዑደት ዝነበረ ሕክያታት፡ ሰሓቕ፡ ጸወታን ምጭርራቕን እውን ንሓዋሩ ካብ ኣእምሮ ኩላትና ዘይሃስስ እዩ። ኩሉ`ቲ ጎዕዞ ሕውነታዊ ፍቕሪን ሓድሕዳዊ ምኽብባርን ዝዓሰሎ እዩ ነይሩ።

**◆ ከም ሞዴልኪ ሒዝኪያ ዝዓበኺ ተዋሳኢት ትህሉዶ? ምናልባት ብሓደ ክትሰርሓኺ ዕድል ተረኺቡዶ?**

ክገርመካ ንኹለን ቅድመይ ዝነበራን መዛኖይን እኪታተለን እየ። ካብ ኩሉን ከኣ ንእሽተይ ነገር እምሃር'የ። ብብቕዓተን ንኹለን ኣድንቐን፡ እንቋዕ ሃለኽናልና ክብለን እፈቱ። ካብ ቀንልዕነተይ ተጸልለኒዶ ክብለካ? ብዘይ ቃልዓለም ሲዶን ረድኢ እያ። ገና ዘይተበርበረ ሓይሊ ዘሎዋ'ዩ ዝመስለኒ፤ ዕድመን ጥዕናን ይሃባ።

ኣብ ማጨሎ ብሓደ ሰሪሕና ኣለና። ዝያዳ ዝተቓረብና ግን ኣብ "ጠለሰት" ትብል ፊልም'ዩ። ኣብ'ታ ፊልም'ውን ብናታ ድፍኢት'የ ሰሪሐ። ብቕዓታ ኩሉ



ሰብ ዝፈልጦ እዩ። ኣብ ስራሕ ንኸሉ ሰብ ብሓደ ዓይኒ፡ ብሓንቲ ፍሽኽታ፡ ሓንቲ ዓይነት ሰላምታ እትህብ፡ ምቕልልቲ እያ። ብቐረባ ምስ ፈለጥኩዋ ዝገደደ ፈትየያ። "ኒቱ ጓለይ፡" ኢለ'ያ ትጽውዓኒ ሕጂ፡ ሓቂ ኸኣ ከም ገለ'ዩ ዝሰመዓኒ።

### ◆ ኣብ ሰለስተ ዓመት ጸቢቕ ስም ክትረኽቢ ክኢልኪ ኣለኺ። ዕድል ድዩ ብቕዓት?

እዋእ ክብረት ይሃብካ፡ ከም ኣፍካ ኸኣ ይግበረለይ። ዕድል ይኹን ብቕዓትሲ ከምቲ ትብሎ ይግበረለይ። ሸሞንተ ዓመት ኣብ ገዛ ዋላ ይተዓጸ ደኣ እምበር፡ ብሓሳበይ ካብ ምውሳእ ኣየዕረፍኩን ነይረ። ሸሞንተ ዓመታት ኣብ ውሽጠይ ከዕለብጥ ዝጸንሐ ባህገይ ክርእዩ ዝኽእሉ መሳርሕቲ ምርካባይ፡ ንኑብሰይ 'ዕድለኛ'ያ፡ ' ክብላ እኽእል። ስድራቤተይ፡ ቤተሰበይ፡ መሓዙተይ፡ ሓለፍተይ፡ መሳርሕተይ... ኩሎም ዝሃቡኒ ሞራል'ውን ኣብ ቅድሚትየ ዝሰርዖ። ናይ ብቕዓት ጉዳይ ግን ናብ ተዓዘብቲ ክገድፎ።

### ◆ ካብ ምውሳእ ወጺእኪ ናበይ መበልኪ?

ናይ ስነጽባቐ ሞያ ዘይቀጸልኩዎ ኣሎ። ክሳዕ ሕጂ ዘይጀመርኩዎ፡ ግን ከኣ ዘይደቀስክሉ ናይ ንግዲ ነገራት፡ ኮታ ብሓደኡ ምኽድኩ እብል። እንድዒ ኸኣ ሽዑ ኣምላኽ ዝሰርዖ ኣይፍለጥን።

### ◆ ሓደ ተዋሳኣይ ክህሉዎ ዘለዎ ምስሊ?

ተዋሳኣይ ጥራይ ዘይኮነ ዝኾነ ስነጥበበኛ፡ መምህር ምኳኑ ስለ ዘይተርፎ ድስፕሊን ክህሉዎ ጽቡቕ እዩ። እቲ ዝነብሮ ክንብሮ ኣለዎ፡ ግን ሓላፍነታዊ ብዝኾነ መገዲ። ንኻልእ ኢሉ ክመስሎ ዘይኮነ ኸኣ፡ ቅድም ንነብሱ ኢሉ ክንብሮ ኣለዎ። ኣነ፡ ንዓይ ክሕሸኒ ኢለ ክንብር ኣለኒ። ክመስሎ ዘይኮነ፡ ክኑብሮ፡ ናተይ ክንብሮዩ ዘለኒ። ንሰብ ኢለ ዘይኮንኩ፡ ንዓይ ንኽጥዕመኒ ኢሉ። ካብ ኑብሰኻ፡ ካብ ገዛኻ ስለ ዝጅምር፡ ኣብ ገዛኻን ኣብ ደገን ሓደ እንተ ኼንካ፡ ንስኻ ኩሉ ሻዕ ንስኻ ኢኻ። ሓቀኛ፡ ምስሉይነት ዘይብሉ ህይወት ብርግኣትን ብሰላምን ክትነብርዩ ዘኽእለካ። ኣብ ዓይኒ ተዓዘብቲ ምህላው ቀኑዕብ ይኣስር እዩ፡ ግን ኣሚንካ ትነብሮ ህይወት ክሳዕ ዝኾነ ቅሳነት ኣለካ።

### ◆ ዝፍተወኪ ሃዋህው ስራሕ?

ንዝኾነ ስራሕ ተዋሳእቲየም ዘጸብቑዎ። ምክብባር ዘለዎ፡ ንግዜን ሞያን ክብሪ ዝህብ፡ ስምረት ዘለዎ፡ ኩሉ ተመላሊኡን ተኣራሪሙን ጸቢቕ ስራሕ ከቕርብ ዝደሊ ዓይነት ሃዋህው ባህ እብለኒ። ክሳዕ ሕጂ ኣምላኽ ይመስገን፡ ሓደ ሓደ ገዲፍካ፡ ጥዑማት፡ ዘኽብሮምን ዝፈትዎምን መሳርሕቲ እየም ዘለዉኒ። እታ ዝሓሸት ብቕዓት ዝረኣኹላ ስራሕ እንተ'ላ ሳላኦም'የ በቒዐ። ሳላ ደገፎም ከኣ ኣብ'ዚ ሞያ ሕጉስ ህይወት ኣሕልፍ ኣለኹ።

### ዘይብርሃኪ ሃዋህው ስራሕ?

ብግዜን ብመሳርሕቶምን ዘሽካዕልሉ፡ ኣብ ፊትካን ብድሕሬኻን ዘነኣእሱ፡ ሰብ ዝጸቕጡ ኣብ ዘለውሉ ሃዋህው ክህሉ ኣይፍተወንን።

### ◆ ኣብ ኣፍኪ ምጽእ ትብለኪ ምኽሪ ካብ ካልኦት ስነጥበበኛታት ዝረኸብክዮ?

እእእ... ዘኽብራ ስነጥበበኛ ጸገ ተኽለሰንበት (ብጫ) ብቐደሚ ትማሊ ዝበለትኒ ክነግረካ፤ "ኣብ ዝኾነ ይኹን ግዜ፡ እቲ ኣብ ውሽጢኻ ዘሎ ክሳዕ ዘሎ ኣለኻ። ብቕዓትካ ክሳዕ ዘሎ ኣለኻ፡ ግዜ ጥራይ'ዩ ዘድሊ።" ሓቃ እያ። ግዜ ክትብላ ቀላል ትመስል። እቲ ድልየተይ፡ እቲ ሓሳበይ፡ እቲ ክጓዕዞ ዝደሊ መገዲ ድሕሪ ሸሞንተ ዓመት'የ ክኸዶ ጀሚረ። ግዜ ሓልያ ትመጽእ ናትካ ግዜ ኣላ፡ ሽዓ ከመይ ትጥቀመላ'ዩ እቲ ሕቶ።

### ◆ ቀንዲ መሓዛኺ ኣደኺ ምዃና ስሚዐ ኣለኹ?

ኣልጋነሽ የማነ፡ ክንዲ ኣቦን ኣደን ድርብ ሓላፍነት ተሰኪማ ዘዕበየትኒ ኣደይ፡ መሓዛይ፡ ናይ ስራሕ ደጋፊተይ፡ ... ኩሉ ነገረይ እያ። ዝኾነ ጉዳየይ ምስ ማማየ ዝማኸረሉ። ኣብ ገዛ ስክሪፕት ከጽንዕ እንከለኹ፡ ንመጽናዕተይ ትከታተል ጽንዕቲ ሓብተይ እያ፡ ማማየ ኸኣ ኣብ ምልባስ ገጸ ባህሪ ቀዳመይቲ ኣራሚተይ እያ። ከምዚ ዝብለካ ንዝኾነ ጉዳየይ ምስ ማማየ ዝማኸሮ። ንቕሓተይን









ስልጣኔይ፡ እዚ ንዖት ዘብለኒ መንነት ዝሃነጾት ንሳ'ያ። ግደፎ ናይ ህይወተይ ጕዳያት፡ ናብ ዝኸዕነ ድግስ ተዓዲመ ክኸይድ ከለኹ ዝኸደኖ፡ ዝመስሎ፡ ኣመጋግባይ ከይተረፈ ኑቲ መደብ ዝመቻቸእ ገይራ'ያ ተፋንወኒ። ምስ ማማ ከዕልል እንከለኹ፡ ምስ ኑብሰይ ኣዕልል ከም ዘለኹ'የ ቢታ። ብዓቢኡ ሳላኣ'የ ኣብዚ በጺሐ። ብማማ እንታይ ኢለ እንታይ ክገድፍ ኣይፈልጥን'የ፡ ባዕልኻ ኣጠዓዕም።

**◆ ሞያ ምውሳእ ኣብ ህይወትኪ ዝገበሮ ለውጢ?**

ናይ ባህሪ ለውጢ ከምጽእ ሓጊዙኒ እዩ። ኣብ ምርጫይ ቅንዕቲ ምኳነይ ኣረጋጊጹለይ'ዩ። ዓቕመይ ክፍትሽ ኣኽኢሉኒ። ድሮ ተመኩሪዮ ዘለኹ'ውን ቀሊል ኣይኮነን። ምስ ብዙሓት ጥዑማት መሳርሕቲ ተፋሊጠ። ሕብረተሰብና ኸኣ ንስነጥበበኛታት የኽብር ስለ ዝኾነ ኸኣ ሓፋሽ ክሲብ፡ ዘዕግቦ ስራሕ ደኣ የስርሓኒ እምበር።

**◆ ካብ ዝተዋሳእኪዮ ጠባያት፡ ዝፍተዋኺ ቀዳሞት ክልተ?**

ኣብ ናይ መድረኽ ድራማ "ኣልባ" ናይ መምህር ኤፍሬም ካሕሳይ (ወዲ-ኳዳ) ዘላ 'ራንዳ'ን ኣብ ፊልም "ብፍቕሪ ቕተለኒ" ናይ ሚካኤል እያሱ (ሃርሞኒ) ዘላ 'ሜሪ'ን እየን።

**◆ ኣብ ሓቀኛ ህይወትይ ከኸውን ነይሩዎ እተብለኪ ተቕንኣኪ ጠባይከ?**

ፍጹም የላን። ኣምላኽ ይመስገን ብህይወተይ እምብዛ ሕጉስቲ'የ። እዛ ህይወተይ ኣፍቅራ'የ፡ ኣይውስኽላ ኣየጉድለላ።

**◆ ግድን መልሲ ዘሎዎ ሕቶታት'የ ቀሪበልኪ ዘለኹ ሕጂ**

**◆ ትፈትውዮ ባህሪ ሰብ?**

ቅኑዕን ንኑብሱ ዝመስል።

**◆ ትፈትውዮ ምግቢ?**

ዝግኒ።

**◆ ትፈትውዮ መስተ?**

ማማ ተዳልዎ እንጣጢዕ።

**◆ ዝበለጸት ፊልም ንዓኺ?**

እታ ኣደ።

**◆ ንኸትዋስኢ ሓንቲ ዕድል ጥራይ ተሪፋቲኪ ኣላ'ሞ ምስ ኣየናይ ዳይረክተር፡ ደራሲን ተዋሳኢ/ትን ክኸውንልኪ ምደለኺ?**

በል ክሓስብ፡ ... ምስ ደራሲን ዳይረክተርን ሚካኤል እያሱ (ሃርሞኒ)፡ ድርሰቱ ባዕሉ ስለ ዝኣሊ፡ ምስ ናይ ተዋስኦ ሞዴለይ ሲዶን ረድኢ ክኾነለይ ባህ ምበለኒ።

**◆ ዝበለጸ ብቕዓትኪ ዘርኣኸላ ፊልም?**

ብሕጂ።

**◆ ድሕሪ 5 ዓመት ኑብስኺ ኣበይ ትርእዩያ?**

ተሪፈናኣ ትብለን ናይ ምውሳእን ማርኬቲንን ስልጠናታት ወሲዳ ወይ ተማሂራ፡ ተሃና በቲ ትፈትዎ ሞያ እናውጽኣት እትዓቢ፡ ናታ ሓደ ትካል ከፊታ፡ ክልተ ቈልዑ ዘሎዋ ስድራ ዝመስረተት ሓያልን ብቕዕትን ኣደ ኮይና ክርእያ ፍቓዱ ይኹን! ኣምላኽ ዕድመን ጥዕናን ይሃበኒ።

***

**◆ ርእይቶን ሕቶን**

<u>ስነጥበበኛ ደሴት በየነ</u>

*ኣኽባሪት ሰብን ግዜን ኢኺ። ስክሪፕት ብግቡእ ኣብ ምጽናዕን ገጸ-ባህሪ ኣብ ምልባስን ካብ'ተን ንፉዓት ተዋሳእቲ ኢኺ። ቀጽልዮ። ዘይሰራሕክዮ ግን ከኣ ክትሰርሕዮ ትፈትውዮ ገጸ-ባህሪ ኣሎዶ? ስለምታይ?*

# ኣዝየ'የ ዘመስግነኪ ደሴት ሓፍተይ። ብዝተፈላለየ ኩርናዕ ክሰርሖም ባህ ዝብለኒ ክልተ ገጸ-ባህሪ ኣለዉ። ከም መርማሪት ገበንን ኣመንዝራን። ሓያል፡ መትከል ዘሎዋ፡ ተራር ጓል ኮይነ ክሰርሕ እብህግ። ከም ኣመንዝራ ኮይነ ክሰርሕ ዘብህገኒ ኸኣ፡ ኣብ ከምዚ ስራሕ ዝዋፈራ ኣሕዋትና ብዘይ ምኽንያት ናብኡ ከዋፈራ ኣይክእላን እየን።



እቲ ጠንቂ ርኢና ህይወተን ክንርድኦ'ሞ ንሓዋሩ ዝኸውን ፍታሕ ከነምጽኣለን ደስ ይብለኒ። ብንእሽተይ ኩርናዕ ህይወተን ዝጠሙተ ስራሕ ኢና ዝበዝሐ እዋን እንርኢ። ከምኡን በሊሕ፡ ተባዕን ንህይወት ኣድቂቐ ዝመርመረን የለን። ነዚ ሓይለን ዘርኢ ድርሰት እንተ ገጢሙኒ ዓይነይ ዘይሓስየሉን ዘየስልክየንን እዩ።

<u>ስነጥበበኛ ሲዶን ረድኢ</u>

*ካብ'ተን ዘድንቐን፡ ብሩህ መጻኢኺ ኣዝዩ ዝረኣየኒ ኣርቲስት ኢኺ። ኣዝየ'የ ዝፈትወኪ። ምዕባለኺ ኣብ ቀረባ እዋን ምኳኑ ከበስረኪ እደሊ። ገለ ሰብ ተማሂሩ ገለ ኸኣ ብተውህቦኡ ተሓጊዙ ናብ ስነጥበብ ይኣቱ እዩ። ንስኺ ግን ከምቲ ኩሉ ግዜ ዝበለኪ፡ ተፈጥሮኣዊት ኣርቲስት ኢኺ። ንድራማ ተፈጥሮኺ ኢኺ ትህበዮ። በርትዒ፤ እንቋዕ ተወለድክልና! እንቋዕ ከማኺ ዝመሰለት ምንዱይቲ ረኽብና። ኣብ ቀረባ መጻኢ፡ ዓቢ ስም፡ ዓቢ ህቡብነት ብቕድሜኺ ኣሎ'ሞ ብኽመይ ትዳለውሉ ኣለኺ? (ከም ሕቶን ከም ሓደራን እዩ!)*

# ክብረት ይሃብለይ ሲዱ፡ ኣመስግነኪ። ኩሉ ግዜ ኣደ ተስፋ ምኳንኪ ኣነውን ክነግረኪ እደሊ። ሓደራኺ ተቐቢለዮ'ለኹ። ኣጆኺ፡ ኣተዓባብያይ እፈልጥ'የ፡ በየን መጺአ እፈልጥ'የ። በይን መጺእካ ትፈልጥ እንተ ዄንካ፡ ናበይ ተብል ዝጠፍኣካ

ኣይመስለንን። ንዓኺ እናረኣኹ እንደየ ኸኣ መጺአ፡ ነቲ ዘድንቕ፡ ነቲ ዘለኺዮ መገዲ እየ ዝሕዝ።

### ስነጥበበኛ ፍጹም ሰመረ

ብሉጽ ስራሕ ካብ ዘቕርባ ዘለዋ ኣሎዋና ንብለን ተዋሳእቲ ኢኺ። ብስራሕ ጥራይ ዘይኮነ ብኣካይዳኺ'ውን ኣድንቕኺ። ቀጽልዮ። እንታይ ከሓተኪ ምደለኹ፤ ከም ንዕዘቦ ዘለና ጽልዋ ስነጥበብ ኣብ ዓለም ኣዝዩ ዓብዩ ኣሎ። ስነጥበብ ሃገርና ዶብ ሰጊሩ ዓለማዊ ተቐባልነት ወይ ጽልዋ ንኽህሉዎ እንታይ ክግበር ኣለዎ ትብሊ?

# የቐንየለይ ፍጹም፡ ቢታ ድርትቲ ፍልጠተይ ሕቶኻ ክምልስ ክፍትን። ብሓፈሻኡ መበቁላውነት ዘሎዎ፡ ንዓና ዝመስል ስነጥበባዊ ፍርያት ክነፍሪ መሰረታዊ ኰይኑ እስመዓኒ። እቶም ከጕሰዩ ዘይክእሉ ስነፍልጠታዊ ባህእታታት ፈሊጥና፡ ኣብቲ እንሰርሖ ስራሕ ክንጥቀመሉ ክንፍትን ጽቡቕዩ። ንዕዳጋ ጥራይ እናጠመትና ጥራይ ዘይኮነ፡ ብቐዓት ቀዳምነት ሂብና ምስራሕ'ውን የድሊ። ኣብ ሃገርና ዘለዉ ነዚ ዓውዲ እፍልጦ ዝህቡ መድረኻት (ከም 'ሻሞት' ናይ ባህላዊ ጕዳያትን 'ሽልማት ናጽነት' ናይ ኮምሽን ባህልን ስፖርትን ዝዳለው) ንኽዓብዩ ክሉና ምብርካት፡ ኪንዮ ሃገርና ዘለዉ ውድድራትን ፌስቲቫላትን እናተሳተፍና ናይ ሃገርና ስነጥበባዊ ፍርያት ከነላልየሉ ንኽእል ዕድላት ክፍጠር ሓጋዚ ኰይኑ እስመዓኒ። ብዓቢኡ ቍጠባዊ ደረጃና ዓብዩ፡ ብፍላይ ቡቲ ምስ ሞያይ ዝተኣሳሰር ክርእዮ፡ ናብ ናይ ፊልም ኢንዱስትሪ እንተ ተሰጋጊርና፡ ምስ'ዚ ሓቦኛ ስነጥበበኛ ሃገርና ኸኣ ነቲ ዝበልካዮ ዘይንበጽሓሉ ኣብነት ኣይረኣየንን።

### ስነጥበበኛ ኤፍሬም ሃብተጽዮን

ንየት ኣብ ማጨሎ ኣዝየየ ጸሊኦኪ። ተባዕ ጓል ኳንኪ'ባ ስርሒ። ከምዚ ንዘታለላ ብኂሊታ እትተሓንቕ ዓይነት። እዚ ናይ ነባዒት ጓል ገጸ-ባህሪ ትፈትውዮ ዲኺ? ተመሊስኪ ንንየት ምስ ረኣኽያ እንታይ ትብሊ?

# የቐንየለይ ወዲ-ገደ፡ ሓያል፡ ተባዕ፡ በላሕ፡ ፈታሒት ሽግር ሕብረተሰባ እትኸውን ጠባይ ክረክብ እፈቱየ። ተዋሳኢት ንምኳን ኣብ ዝጉብሮ ጻዕሪ፡ ንኹሉ ክፍትንውን እደሊ። ማጨሎ ምስ መጽኣትየ ምንባዕ ተላሚደ። ተመሊሰ ነቲ ድራማ ክርእዮ እንከለኹ፡ እንታይ ኣጕዲለ ይኸውን? እቲኣስ ከምቲኣዶ ብኻ ገይረያ? እናበልኩ ከመሃረሉ'የ ዝመርጽ። ካብዛ ፊልም ጽቡቕ ትምህርቲን ተመኵሮን ረኺበየ። ከምቲ ዝበልካዮ፡ ብኂሊታ ትተሓናነቕ ጓል ኰይነውን ክሰርሕ ኣይጸልእን። ንመደበስታ ክትከኑካ ግን ሜሪ ትብሃል ጠባይ ኣብ ፊልም ብፍቕሪ ቕተለኒ ክትዕዘባ እዕድመካ።



### ስነጥበበኛ ሳሚኤል ገብረብርሃን

ከደፋንቕኪ ደልየ ኣይኮንኩን፡ ሞያኺን ናይ ስራሕ ተቐባልነትን ኣብ ግምት ኣእቲኺ፡ ምስቲ ኣዚኺ እትፈትውዮን እተፍቅሪዮን ከይመነኺዮ ዝተፈለየኪ ወላዲኺ፡ እንታይ ኢልኪ መዕለልኪ ኔርኪ ትኾኒ?

# ምሉእ መዓልቲ ኣደይ'የ ክብል ውዒለ፡ ክብረት ይሃብካ ኣቦይ ዘልዓልካዮ ሳሚ። ከምቲ ዘዕበዩኒ፡ ከምዚ ሕጂ ምስ ማማ ንማኸሮ፡ ነፍሲወከፍ ስጉምተይ መዕለልኩዎ እምበር። ከሉ ዝፈልጥዩ ነይሩ። ብህይወተይ መዕለልኩዎ፡ ብስርሐይ መዕለልኩዎ፡ ኣብ ኩሉ ዝውሰኖ ውሳነታት ሓሳቡ ምሃለው። ንሱ ኸኣ ኩሉ ሳዕ ኣብ ጐድነይ ምኾነ።

****

### ◆ ቅድሚ ምውዳእና ጥዕናኺ ከመይ'ዩ ዘሎ ሕጂ?

ኣምላኽ ይመስገን ድሓን ኣለኹ። ስሕት ኢሉ እግረይ ኣብ ዝሕዘኒ ግዜ፡ ተጸሚመ ዝሰርሓሉ እዋን ኣሎ። እዚ ዝሓለፈ ክልተ ሰሙንውን ካብ ስራሕ ኣዕሪፈ'የ ጸኒሔ። ብዝኾነ ግን መስገኖ ሕጂስ ዓቕመይዩ ዘሎ። ዝሓለፍኩዎ ኣብ ግምት ኣእትየስ ከም ዝሓወኹ'የ ዝሓስቦ።

### ◆ ተመስገንዮም ኣለው...

ንፈጣሪ ቅድም ከመስግን። ንማማየ፡ ራሄላ፡ ሱዛና፡ ዳናይትን ግርማወቲን ስለ'ቲ ኣብቲ ሕማቕ እዋን ዝኣለዩኒ ስለ'ቲ ዘውዳእ ፍቕረንን ኣመስግነን። ንመሳርሕተይ ምምሕዳርን ፋይናንስን ኮርፖረሽን ጥሪትን ዘራእቲን፡ ብፍላይ ከኣ ንሓላፊየይ ኤልያስ ወረደ ዝሓለፈ ምሲጋና፡ ንኹሎም ኣብ ዕብየተይ ግደኦም ዝጻወቱ ዘለው መሳርሕተይ፡ ቤተሰበይን መሓዙተይን፡ ከምኡ ኸኣ ብግስ ክብል ሞራሉ ዘይበቕቐለይ ህዝበይ ከመስግን ይግባኣኒ'ዩ። ንመጽሔት መንእሰይ ኣኽቢርኩም ንዘዓደምኩምኒ ኣመስግን፡ ክብረት ይሃበለይ።

### ◆ ንሕና'ውን ነመስግነኪ ንየት፡ ጥጡሕ መጻኢ ንምነ።

**ሱራፌል ተስፋብርሃ**

ሳይንስን ተክኖሎጂን

# ትስፋው ፈጠራዊ ስራሕ ዘመንና
# ድሕነት ሳይበር
## (Cyber Security)

ብሃብተገርግስ ተስፋማርያም (ጠዊል)

*ከምቲ ዓይኒ ኣብ ጥቕኣ ዘሎ ቅርኒብ ዓይኒ ክትርኢ ዘይትኽእል፥ ብዙሓት ከኣ ካብ ኣፍንጫኦም ኣርሒቔም ኣይጥምቱን። ኣብ ኢዶም ዘሎ ሓጎስ ገዲፎም ናይ ካልእ የማዕድው። ምስ ነብሶም፥ ጎረባብቶምን ከባቢኦምን ተሳንዮም ብሓጎስ ምንባር ሃብቲ ምዃኑ ዘንጊዖም፥ ዘለዎም ፍልጠት ኣብ ክንዲ ንረብሓ ሕብረተ-ሰብ ንኺይሲ ክግልገልሉ ይመርጹ። ገበነኛታት ሳይበር እምበኣር፥ ቀረባ ኣብነት ናይ`ዚ እዮም። ንድሕነት ካብ ገበነኛታት ሳይበር ዝምልከት ጽሑፍ ቀጺሉ ይስዕብ፥*



ኣብ ’80ታት ኮምፒተራት ኣብ ነንድሕደን ሓበሬታ ክለዋወጣ ምስ ጀመራ፡ መርበባት (ኔትዎርክ) ተኣታትዩ። ምስ ምህዞ ኢንተርነት ከኣ ዓለም በረኻታ ኣብ ሓደ መኣዲ ክትቋደስ ጀሚራ። ነዚ ዘመናዊ ተክኖሎጂታት ሓለዋ እንተዘይተዋደደሉ ግን ከንቱ ምኾነ። ነዚ እዩ ኸኣ ኣገልግሎት ሳይበር ድሕነት ብምጥቃም፡ ብዝሓየለ ሓለዋ ኤለክትሮኒያዊ መሳርሒታት ከጸንዕ ብቐይሕ ዝስመረሉ። ሳይበር ድሕነት፡ ሓለዋ ንምጥንኻር ዝግበር ምክልኻል ንኮምፒተራት፡ ሞባይላት፡ ስርዓተ-መራኸቢታትን ሰርቨራትን ካብ ግዳማዊ መጥቃዕትን፡ በሪ ድሕነት ኣብ ስርዓተ-መርበብ ናይ ዝተኣከበ ሓበሬታ ካብ ቀርሰንትን Hackers) እዩ።

ካብ ‘90ታት ኣትሒዙ ቅርሰና ኮምፒተራት ኣብ ዝተበራኸተሉ፡ ኣድላይነት ሳይበር ድሕነት ሰማይ ዓሪጉ። ብዝተፈላለየ ኣገባባት ከኣ ኣብ ስራሕ ክውዕል ይርአ ኣሎ። ድሕነት ደበና ሰርቨራት (Cloud Security) ሓደ ሜላ ናይ`ዚ ኮይኑ፡ ኣብ ካንተም ኮምፒተራት ዝዝውተር፡ ዘጠራጥር ነገራት እንተተኸሲቱ ብናይ ተጠንቀቕ ምልክት ዘዘኻኽር እዩ። ዋላ እኳ እተን ኣብ ደበናዊ ቀመር ዝነጥፋ ሰርቨራት፡ በቲ ንመርበብ ወይ ሲስተም ሓያልን ድኹምን ጎድንታቱ ከተለልየሉ ዘኽእል ዋይ ሃት ሃክርስ ዝበሃል ሶፍትዌር ተፈቲሸንን ብቕዓተ ተረጋጊጹን ኣብ ስራሕ ዝኣትዋ እንተኾና፡ ንዝያዳ ውሑስነት ዝጸዓን መከላኸሊ ፕሮግራማት እዩ። እቲ ካልእ ኣገባብ ከኣ፡ ንውሽጣዊ መርበባት ካብ ግዳማዊ ስግኣታት ንምኽዋል ዝግበር ጥበብ፡ ድሕነት መርበብ (Network Security) ተባሂሉ ይጽዋዕ። ከም ኣንቲቫይረስ፡ ፋየርዎልን ኣንቲስፓይዌርን ዝኣመሰሉ ፕሮግራማትን ሃርድዌርን ከኣ ይዋደደሉ። እቲ 3ይ ሜላ ኸኣ፡ ድሕነት ፕሮግራማት (Application Security) ዝበሃል እዩ። ኣብ`ዚ ከም ኣንቲቫይረስን ፋየርዎልን ኢንክሪፕሽንን ዝኣመሰሉ መከላኸሊታት ይዝውተሩ።

ነዚ ዝግበር ሜላታት ምክልኻል ንምትዕንቃፍን ንምፍራስን ከኣ፡ ሳይበር ገበነኛት ብጉጅለን ብሓባርን ተወዲቦም እዮም ዝመኽሩን መጥቃዕቶም ዘሰላስሉን። ሳይበር ገበን (cyber-crime)፡ ብውልቂ ወይ ብጉጅለ ዝግበር ምትዕንቃፍ ንፋይናንስያዊ መኽሰባት ክኸውን ከሎ፡ ሳይበር መጥቓዕቲ (cyber-attack) ኸኣ፡ ብዙሕ ግዜ ኣብ ፖለቲካዊ ምንቅስቓሳት ብምትኳር፡ ሓበሬታ ኣብ ምእካብ የዘምብል። ሳይበር ግብረ-




ሽበራ (cyber-terrorism) ዝበሃል እውን፡ ኣብ ምጉሕጓሕ ኤለክትሮኒካዊ ሓበሬታ ዘነጻጸረ፡ ንስርዓት መርበብ ምስንኻልን ሽበራን ራዕድን ምፍጣርን ይነጥፍ። በዚ ውዳበታት ተወሃሂዶም ከኣ ሰርሰርትን ቀርሰንትን፡ ዝተፈላለዩ ኣዕናዊ ፕሮግርማት ብምጽሓፍን ሓጓፋትን ነኺላትን ስርዓተ መርበባት መዝሚዞም ብምስላኹን ኣዕናዊ ተግባራቶም የሰላስሉ። ነዞም ሰብ-ሰርሖም

> ራይክ (***RYUK***)፡ እቲ ንምባይላት ኣብ ምጥቃዕን ምዕጻውን ዝነጥፍ ኣዕናዊ ሶፍትዌር፡ ዓቕሙ ብምሕያል ኣኖን (***ANON***) ብዝብል ስም ቀሪቡ ስለዘሎ ኣድህቦ ክግበረሉ መተሓሳሰቢ ይቐርብ ኣሎ። እዚ ሶፍትዌር ከም ማሕበራዊ ሚድያ ኮይኑ ብምግልጋል፡ ሓበሬታታት ኣብ ምጭዋይ ይዋሳእ'ዩ።

ንናይ ጥፍኣት ፕሮግራማት (ሶፍዌራት) ኢና ኸኣ፡ ብልማድ ባልዕ ወይ ቫይረስ ኢልና ንጽውዖም። እቲ ሓቀኛ ስሞም ግን ማልዌር ኮይኑ፡ ቀንዲ ተልእኾ ኸኣ፡ ብፖለቲካ ተቓንዩ ዝግበር ሳይበር መጥቃዕት ምፍጻምን ብዓመጽ ሃብቲ ምድላብን እኳ እንተኾነ፡ ንሓያላትን ብተክኖሎጂ ዝማዕበሉ ሃገራትን ግን ኣብ እዋን ተቓውሞ፡ ሰላማዊ ሰልፍን ምርጫታትን ከም ብረት ኮይኑ ዘገልግል እዩ።

ማልዌር ናይ ሓባር መጸውዒ ናይ እከይ ሶፍትዌራት ክኸውን ከሎ፡ ካብ ቀንዲ መሳርሒ ሳይበር ገበነኛታት እዩ። 'ቫይረስ' ከኣ ሓደ ኣባል ናይ ማልዌር ኮይኑ፡ ብዙሕ ግዜ ምስ ሙዚቃን ቪድዮታትን ተጣቢቑዩ ዝወርር። ዘጽሪ ተመሲሉ'ውን ኣብ ኩሉ ፋይላት ብምዝርጋሕ፡ እናተባዝሐ ንምሉእ መርበብ የዕኑን ይብክልን። 2ይ ናይ ማልዌር ስድራቤት 'ዎርምስ' ይበሃል። እዚ ብቐሊሉ ዘባዝሕ (replicate) ኮይኑ፡ ብዙሕ ሓደጋ ዘየውርድ፡ ኣብ ናውቲ መዐቀቢ (ፍላሽ፡ ሃርድዲስክ-HD ....) ብምዝርጋሕ፡ ናጻ ቦታ የብልካን ብዝብል መልእኽቲ ቅሳነት ዝኸልእ እዩ።

ባክዶርን ትሮጃንን እውን ካብ ኣባላት ማልዌር እዮም። 'ባክዶር' ሓቀኛ ተሓባባሪ ተመሲሉ ብሰላሕታ ብምስላኹ፡ ብዙሕ እዋን ንዝረሳዕካዮም ምስጢረ-ቃል (Pass Word) ክረኽበልካየ ብዘስምዕ ሙብጽዓ ኣደናጊሩ ዘጥቅዕ እዩ። 'ትሮጃን ሆርስ' ከኣ ብጉልባብ ሕጋዊ ፕሮግራማት፡ ንቀርሰንቲ ንኸጥቅዑ ኣፍደገ ዘርሑን ሓበሬታ ዘስንቕን፡ ተፈንጂሩ ንስርዓተ መርበብ ዘዕኑ'ዩ። 'ስፓይዌር' እውን፡ ዝካየዱ ስራሓት ኣብ ምክትታልን ሓበሬታ ሰሪቕካ ኣብ ምምጣውን ዝዋፈር'ዩ። ኢንተርነት ኣብ ትግልገለሉ፡ ንመእተዊ ኮዳት (user name & pass word) ንምጽሓፍ ትጸቕጦም ፊደላት ብምጽናዕ፡ ሰዓትን መዓልትን እናጠቐሰ ናይ ዝተኻደ ስራሓት ዝርዝር ሓበሬታ ንዘዋፈሮ ቀርሳኒ የስንቕ። 'ራንሶምዌር' ከኣ ብድፍረቱ ዝልል፡ ኣብ ገዛእ ኮምፒተርካ ንኸይትግልገል ኣጊዱ፡ መልቀቒ ሰፍ ዘይብል ገንዘብ ዝሓትት ካብ`ቶም ግኑናት ማልዌራት ናይ`ዚ እዋን እዩ። 'ቦትነት' እውን ንመርበብ ብምጥቃዕ፡ ብዘይ ፍቓድ ተጠቀምቲ፡ ናብ መሻርኽትን መሓዙት ኢ=መይልን ናይ ሓሶት መብጽዓታት ዝልእኽ እዩ።

ዘመናዊ ምህዞታት ኢንተርነትን ድጂታል ኣገልግሎትን እውን፡ ጥጡሕ ባይታ ንዝርግሐ ሳይበር መጥቃዕቲ ካብ ዝፈጥሩ ዘለዉ'ዮም። እቲ ኩላትና እንጥቀመሎም ፈይስቡክ፡ ቲክቶክ፡ ኢንስታግራም፡ ትዊተር . . . ኣብ ላዕለዋይ ቀጸላ ወይ ጽፍሒ ኢንተርነት (Surface Network) እዩ ዝሰላሰል። ዘይሕጋዊ ዕድጊ ሓሺሽ፡ ብረትን ተተኮስትን፡ ምስግጋር ገንዘብ ንግብረ-ሽበራ ውድባትን መሸጣ ኣካላት ደቂ-ሰባትን (ኩሊት፡ ልቢ፡ ሳንቡእ . . .) ከኣ፡ ብዓሚቕ ወይ ጸልማት ኔትዎርክ (Dip Waive and Dark Network) ተባሂሉ ብዝፍለጥ ቀጸላታት ኢንተርነት እዩ ዝሰላሰል። እቲ ብነፍሳዊ ሸቀጥ (organic traf-ficking) ዝፍለጥ ዕዳጋ፡ ኩሊት ክሳብ 68 ሽሕ፡ ልቢ ኸኣ ክሳዕ 130 ሽሕ ይሸየጥ ከምዘሎ ዝውረየሉ፡ ኣንጸባራቒ ቱሪዝም

(Translucent Tourism) ብዝብል ስም ዝፍለጥ'ውን ኣብዚ ብጸልማት እዩ ዝሳለጥ።

ኩሉም ቀርሰንቲ ግን ተንኮለኛታት ገበርቲ እከይ ማለት ኣይኮነን። እቲ ናይ ሓባር መለለይኦም ቆብዕ ኮይኑ፡ ብዓል ጻዕዳ፡ ቡናዊ፡ ጸሊም ቆብዕ... ተባሂሎም ይፈላለዩ። ኣብዚ ቀረባ እዋን በዓል ጸሊም ቆብዕ ራሻውን ብቐጠልያ ቆቢዕ ዝለለዩ ህንዳዊ ሚክሆኒን ተመራማሪቲ ኮምፒተር ሳይንስን ቀርሰንትን፡ ንኤናስኣን ጎጉልን ዘጥቅዑ ምጥቃስ ይከኣል። ሰብ ጻዕዳ ቆቢዕ (white hat hackers) ግን ዘይጋድኡ ንሓፋሽ ዘገልግሉ እዮም። እቶም ኑቲ ዘይድፈር ጽኑዕ ሓለዋን ከምዘለዎ ዝንገሩ መርበብ ሓበሬታን ስለያዊ ትካላትን ሓያላን ሃገራት፡ ሰርሲሮም ምስጢራዊ ደኾመንታት ዘቃልዑ ኸኣ፡ በዚ ይፍለጡ።

ኣብ'ዚ ሳይበር ድሕነት ዝኸበረ ሞያ ኮይንሉ ዘሎ ዘበን፡ ነዞም ብዝድነቕ ክእለት ኣልጎሪዝም ኣዕናዊ ፕሮግራማት ዝጽሕፉ፡ በላሕትን ሰብ ጥሙሕ ኣእምሮን ቀርሰንቲ ንምምካት፡ ክኢላታት ሓበሬታ ተክኖሎጂ (IT) ኣብ ግራፊክስ ኤቲካል ሃኪንግ፡ ፐንትረሽን ተስቲንግ፡ . . . ወዘተ ይነጥፉ ኣለዉ። ቈልዑ፡ ኮምፒተር ቋንቋን ተክኖሎጂን ካብ ንእስነቶም እንተዘይተ'ኸታቲሎም፡ ኣብ ዩኒቨርሲታት መባእታ ተመሃሮ ናይ'ዚ ዓውዲ እዮም ዝኾኑ ዝብል ርድኢት ምስ ምስፋሑ፡ ሃገራት'ውን ፍሉይ ተውህቦ ዘለዎም ቈልዑ ኮስኪሰን፡ ብሳይበር ድሕነትን ሰብ-ሰርሖ ብልሕን ብ2ይን 3ይን ዲግሪ የመርቓ ኣለዋ። ትስፉው ዕላምኡን ከኣ ማእከል ናይ'ዚ ክቡር ሞያ ምስፋሕ እዩ።

ኩሉ ተገልጋላይ ግን ዓሚቕ ፍልጠት ብዛዕባ ኮምፒተር ሳይንስ ክህልዎ ግድነት ኣይኮነን። ንማሕበራዊ ሚድያታት ዋላ እኳ ሙብዛሕትና ካብ ሰላምታ ሓሊፍና ንዓበይቲ ምስጢራዊ ስራሓት ዘይንግልገለሎም እንተ'ኾንና፡ ብውሑዱ ንነፍሲ-ወከፎም ዝተፈልየ መእተዊ ኮድ ምዝውታር ዝቐለለ መከላኸሊ ሜላ'ዩ። ብቐሊሉ ክዝከሮ ይኽእል እዩ ተባሂሉ፡ መዓልቲ ልደትካ፡ ስም ደቅኻን ስድራቤትካን ምስ ቍጽርታት ሓዋዊስካ ዝወሃብ ኮድ ከኣ፡ ክውገድ ዘለዎ ኣገባብ እዩ። ብዝተኻእለ




ኣብ 2021 ብሉጻት ካብ ዝተባህሉ ጸረ-ቫይረስ ቢት ዲፌንደር፡ ክወር ተርን፡ ቡል ጋርድ፡ ማካፌን ፓንዳን ቀዳሞት ተጸዋዕቲ'ዮም ።

መጠን ንጥቀመሉ ምስጢረ-ቃልን መሕለፊ-ቃልን (user name) ሓያልን ብቐሊሉ ክፍለጥ ዘይክእልን ኮይኑ፡ ካብ 10 ንላዕሊ፡ ዓበይትን ንኣሽቱን ፊደላት፡ ቁጽርታትን ምልክታትን (ንኣብነት፥ t$@E4%w913l) ዝሓቖፈ ክኸውን ይምረጽ። እትጥቀመሎም ኦፐሬቲን ሲስተምን መከላኸሊ ማልዌርን ብኣጋኡ ምሕዳስን ዘይትፈልጦም ኢመይልን ዓለባ ሳሬትን ዘይምኽፋትን እውን፡ ካብ ክዝውተሩ ዘለዎም መከላኸሊ ኣገባባት እዮም። ዘይትፈልጦ ሶፍትዌር ካብ ኢንተርነት ኣውሪድካ ምጥቃም'ውን ሓደጋኡ ስለዝበዝሕ፡ ካብ መኸዘን ጎጉል፡ ንመተኣማመኒ ኣብ እግሪ ብደቂቕ ውሑስ (Portected) ዝተረጋገጸ ዝብል ጽሑፍ ዘለዎ ምጥቃም ይምከር።

እዚ ብተደጋጋሚ ዝካየድ ዘሎ ሳይበር መጥቃዕቲ ግን ኣሰካፊ እናኾነ ይመጽእ ስለዘሎ፡ ኣብ 2022ዓ.ም. ውሑስ ሳይበራዊ ድሕነት ንምትእትታው፡ ከባቢ 133.7 ቢልዮን ዶላር ወጻኢታት ክግበር ምዃኑ'ዩ ዝሕበር ዘሎ። ኣመሪካ'ውን ንኽግበር ዝኽእል መጥቃዕትታት ኣቐዲምካ ንምትንባይ፡ ንኹሎም ኤለክትሮኒካዊ መሳርሒታት ብቐጻሊ ሃለዋቶም ዝፈልጥን ዝቆጻጸርን መዋቕር ተተኣታቲ ኣላ። ኣብ ኔትዎርክ ዝተዋፈራ ኮምፒተራት ናይ ባህሪዩ ለውጢ ክርእያ እንተጀሚረን ዝከታተል፡ ሰብ-ሰርሖ ብልሒ ምጥቃም'ውን ይተኣታቶ ኣሎ። ታይታኒክ ዝብል ስም ዝተዋህቦ ናይ ድሕነት መፍትሕ ፍርያት ጎጉል እውን፡ ኣብ ዝሓጸረ እዋን ናብ ተጠቀምቲ ንምብጻሕ ይሰርሓሉ'ሎ። እዚ ሃርድዌር ብፍላሽ መልክዕ ተዳልዩ፡ ኣብ ኮምፒተራትን ካልኦት ኤለክትሮኒካዊ መሳርሒታትን ብምስኳዕ፡ ከም ሓደ መሳርሒ ሳይበር ድሕነት ኮይኑ ከገልግል እዩ።

## ስፖርት

ኤርምያስ ገብረልዑል

# “ፍልስፍና ኣጸዋውታና ካብ ክብርታትና`ዩ ዝብገስ”

## ኢሊት ኢንስትራክተር ዳንኤል ዮሃንስ




ዳንኤል ዮሃንስ ኣብ ከባቢ ኣስመራ ዩኒቨርስቲ ካምፖ ፖሊስ እዩ ተወሊዱን ዓብዩን። እቲ ዝዓበየሉ ከባቢ ኣብ ጥቓ ስታድዩም ኣስመራ ምንባሩን፡ መጻወቲ ሜዳታት ምርካቡን ብግዜ ንእስነቱ ምስ ጸወታ ኩዕሶ እግሪ ክላለን ናብቲ ዓውዲ ክኣቱን ሓጊዝዎ እዩ። ኣብ ስታድዩም ኣስመራ ንዝካየድ ዝነበረ ጸወታታት ብቐረባ ብምርኣይ ኣፍልጦኡ ኣዕቢዩ እዩ። ንገለ ካብ`ቲ ኣብ ጸወታ ኩዕሶ እግሪ ዝሓለፎ ህይወት ምስ ዝጥቀስ፡ ኣብ 1991 ምስ ክርቢት ኣብ ካልኣይ ዲቪዥን ጸወታ ጀሚሩ። እዚ ጎድኒ ጎድኒ ናይ`ቲ ኣስመራ ዩኒቨርስቲ ዝኣተወሉ እዋን እዩ። ኣብ 1992 ኣባል ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ኮይኑ። ክሳብ ኣብ 1996 ናብ ኣስመራ ቢራ ዝጽንበር ድማ ምስ ክርቢት ተጻዊቱ። ምስ ቢራ ክልተ ዓመትን ፈረቓን ኣብ ዝተጻወተሉ፡ ኣብ መንነ ሃገራዊ ኣገልግሎት ንምፍጻም ንኹዕሶ እግሪ ኣወንዚፉ። እንተኾነ፡ ኣብ ዞባ ደቡብ ኣብ ዝተመደበሉ እዋን ምሉእ ልምምድን ካልእን ከካይድ ይጽገም ብምንባሩ፡ ኣብ 1999 ምስ ሓይሊ ኣየር ልምምድ እናሰርሐ ይተሓጋገዝ ነይሩ። ናብ ኣስመራ ምስ ተመደበ ናብ ክለብ ቀይሕ ባሕሪ ተጸንበረ። ኣብ 2002 ድማ ብተደጋጋሚ ማህሰይቲን ምኽንያት መገሻን ካብ ጸወታ ጠቕሊሉ ክፉኖ ተገደደ። ኣብ 2003/’04 ናይ ቴክኒክ ኣማኻሪ ኮይኑ ብወለንታ ናብ ዓውዲ ኩዕሶ እግሪ ተመልሰ። ኣብ 2005 ምስ ክለብ ህንጻ ከም ተሓጋጋዚ ኣሰልጣኒ ናይ ግዝኢ ተሰፉጋብር ኮይኑ ሰሪሑ። ኣብ 2006 ንኣኽርያ ምዕላም ጀመረ። ምስ ኣኽርያ ድማ ክሳብ ቀዳማይ ዲቪዥን በጺሑ። እታ ጋንታ እውን ኣብ ቀዳማይ ዲቪዥን ክትሰርር ኣኽኢልዋ እዩ። ድሕሪኡ ንኽልተ ዓመታት ኣሰልጣኒ ቀይሕ ባሕሪ ኮይኑ ሰሪሑ። ኣብ 2010 ሓላፊ ተክኒካል ዳይረክተር ሃገራዊ ፌደረሽን ኩዕሶ እግሪ ኮይኑ ተቘጺሩ። ናይ ኢንስትራክተር ደረጃ ድሕሪ ምርካቡ፡ ስልጠናታት ብምውሳኽ ቅድሚ ወርሒ ኣቢሉ መዓርግ ኤሊት ኢንስትራክተር ረኺቡ ኣሎ። ምስኡ ዘካየድናዮ ሓጺር ዕላል ይስዕብ፥



### ዕማም ኢንስትራክተር እንታይ እዩ?

ኢንስትራክተር፡ ናይ ምጽዋትን ምስልጣንን ተሞክሮ ዘለዎ ኮይኑ፡ ኣብ ዝተወሰነ እዋን ደረጃ ምዕላም ‘ሉቸንሳ ኤ’ ምስ ሓዘ፡ ኣብ ዎርክ ሾፓትን ካልእን ድሕሪ ምስታፍ ከምኡ እውን መርመራታት ድሕሪ ምሕላፍን ዝወሃብ መዓረግ ኮይኑ ዕማሙ ድማ ናይ ዓለምቲ መምህር ምኻን እዩ።

### ❖ ናይ ቴክኒክ ስራሕን ኢንስትራክተርን ብኸመይ ተሳንዮ ኣሎኻ? ተመላላኣይ ደዩኸ?

ተመላላኣይ እዩ። ተክኒካል ዳይረክተር፡ ኣብ ሓደ ሃገር ናይ ኩዕሶ እግሪ ምዕባለ መደባት ዝመርሕ ኣካል ኮይኑ፡ እቲ ኻልእ ድማ ምፍራይ ኣሰልጠንቲ እዩ። እቲ ተክኒክ፡ ናይ ህጻናትን መንእሰያት ከምኡ እውን ደቂ ኣንስትዮ ምዕባለ ጸወታ ይከታተልን ውጥን ከኣ የውጽእን። እቲ ኻልኣይ ድማ ዓለምቲ ይምልምል። ተጻዋታይን ኣሰልጣኒን እንተደኣ ኼንካ ድማ ኣሰልጠንቲ ንምፍራይ ቀረባ ኢኻ። እዚ ግን ኩሉ ተክኒካል ዳይረክተር፡ ኢንስትራክተር ይኸውን ማለት ኣይኮነን።

### ◆ ኣብ ደረጃ ኩዕሶ እግሪ ሃገርና ዘሎካ ገምጋም?

ኣብ ደረጃታት ፊፋ፡ ካብ ከባቢ 180 ንድሕሪ ዘለዋ ኣብ ምጅማር ተርታ ይስርዓ። ልዕሊ 200 ደረጃ ዝርከባ ድማ ገና ክጅምራ ዝብገሳ ዘለዋ እየን። ዘመዝገብናዮ ውጽኢት ንታሪኽ ገዲፍና፡ ኣብዚ ሕጂ እዋን ቅድሚ ምጅማር ምስ ዝርከባ ሃገራት ንስራዕ። እዚ ብዓለማዊ ‘ኢኮ ስይስተም’ መዐቀኒ ምስ ዝዕየር እዩ። ነዚ ደረጃ ድማ ምሕደራ ጸወታ ኩዕሶ እግሪ፡ ጺጋታት፡ ውድድራትን ካልእን ከም ቅጥዕታት ይኣትዎ። እዚ ኣብ ቦታኡ እንከሎ ግን ቴክኒካዊ ብቕዓት ተጻወትትና ግና ኣተባባዒ እዩ። ምኽንያቱ ኣብ ገለ ውድድራት ኣብ ዝተሳተፍናሉ ዝተመዝገበ ውጽኢት ኣተባባዒ እዩ።

### ❖ ጸወታ ኩዕሶ እግሪ ኤርትራ፡ ኣብ መንጎ ናይ ጽርግያ ጸወታን መደባት ግራስ ሩትን ዝተቐርቀረ ይመስል። ኣብ`ዚ ፕሮጀክታት ዘሎካ ርድኢት እንታይ እዩ?

ዓቢ ኣርእስቲ እዩ። ብሓፈሻ፡ ፍልስፍና ጸወታ ኩዕሶ እግሪ ህጻናት፡ ከም ዘለዎ ኣይትግበርን እዩ። ናይ ግራስ ሩት ኣገባብ፡ ብዝተወደበ ኣገባብ ንቈልዓ ናብ ጸወታ ምምጻእ እዩ ዕላማኡ። ኣብ ናይ ጽርግያ ጸወታ ግና ብዘይ ቀይዲን ብዘይ

ምእላይን ንጥፈታት ምኪያድ እዩ። ብገለ ምስ ሓሳባትካ እሰማማዕ እየ። እንተኾነ፡ ንሕና ኑቲ ካብ ፊፋ ንዘመጹ ናይ ምምልማል መስርሕ ምሉእ ብምሉእ ከይረዓምና፡ ምስ ኮነታት ቅዲ ሃገርና ብምስናይ ከነተግብሮ ጸኒሕናን ኣሎናን። ምኽንያቱ፡ ቈልዑ ሃገርና ፈለማ ናይ ጽርግያ ጸወታ ስለዝጅምሩ። ብ'ግሎባል ኣናሊቲካል'፡ ንሕና ንቈልዓ እና`ጻወትና ኢና ንኩዕሶ እግሪ ንምህር። ስለ`ዚ ውሕስነት፡ ስፖርታዊ ዲስፕሊን ስፖርት ከም ቁማርን ካልእን ከይጥቀምሉ ድማ ንምህር። ብመንጽሩ፡ ልዕሊ ኹሉ ከየሰልችዎምን ናብ ጸወታ ናይ ጽርግያ ንኸይምለሱን፡ ልዑል ናይ ጸወታ ግዜ ንህቦም።

**◆ ዝርግሐ ጸወታ ኩዕሶ እግሪ ኣብ ሃገርና ከመይ ኣሎ?**

ርግሐኡ ማዕረ የሎን። ናይ ዞባ ማእከል ጹብለል ይብል። ምኽንያቱ፡ ጺጋታትን ካልእ ፍልልይን ስለዘሎ። ብዓይነት ተጻወትቲ፡ መነባብሮን ካልእን ድማ ይጽሎ እዩ። ኣብ ዞባታት ከኣ ናቱ ጺጋታት ኣሎ። ሓደ ቈልዓ ምስ ኩዕሶ ነዊሕ ሰዓታት ምሕላፉ፡ ሓደ ጺጋ እዩ። ኣብ ርእሰ ከተማ ግና ዝተፈላለየ መጻወቲ ስለዘለዎ፡ ኣብ ጸወታ ኩዕሶ ምስ`ቲ ናይ ዞባ ዝተሓተ እዩ። እዚ ከም ሓደ ዕቑር ሃብቲ ንወስዶ። ብሓፈሻ ኣብ ዓቕሚ ገንዘብን ውዳበን ግና ሕጂ እውን ጋግ ኣሎ። ነዚ ጋግ ካብ ዘጽብቡ ንጥፈታት ሓደ ድማ ህላወ ሃገራዊ ሊግ እዩ።

**◆ ኩነታት ውድድር ደቂ ኣንስትዮ ኣበየናይ ደረጃ ኣሎ?**

ጸወታ ኩዕሶ እግር ደቂ ኣንስትዮ፡ ኪንዮ ድሌት፡ ብግብሪ ዘይሰጎምናሉ ዓውዲ እዩ። ሃገራዊት ጋንታ ብተደጋጋሚ ጸወታ ተካይድ ኣላ። እዚ ዘርእየና ነገር እንተሎ፡ ንጉዕዞ ጸወታ ኩዕሶ እግሪ ደቂ ኣንስትዮ፡ ብርእሲ ሒዝናዮ ምህላውና እዩ። ኣብ ውድድር ኩዕሶ እግሪ መንሰያት፡ ኣብ ግራስ ሩት ዘሎ ተሳታፍነት ብዓቢኡ ድማ ጋንታታት ደቂ ኣንስትዮ ብብዝሒ ዘይምህላወን ክጥቀስ ይግብኦ። ብቑዕ ውድድር ጋንታታት ዘይምህላው ድማ እቲ ዓቢ ዝዓበየ ሕቶ እዩ። ኣብያተ ትምህርትን ምምሕዳራት ከባቢን ንደቂ ኣስትዮ ናብ ጸወታ ኩዕሶ እግሪ ክኣትዋ ዓቢ ስራሕ ምስ ዝዓምማ፡ እዚ ዓውዲ`ዚ ምዓበየ።

**◆ ኣብዚ ቕንያት "ፕረሲን ፉት ቦል' ዝበሃል ፍልስፍና ብተደጋጋሚ ይስማዕ እዩ። ሓያለ ዓበይቲ ክለባት እውን ይጥቀማሉ ኣለዋ። እዚ ዓይነት ናይ ኣጻዋውታ ፍልስፍና እንታይ እዩ?**



ካብ ክልተ ሓሳብ ናይ ኩዕሶ እግሪ እዩ ዝመጽእ። እቲ ሓደ፡ ምስ መጋጥምትኻ ዘላ ኩዕሶ ክሳብ ኣስጋኢት ዘይኮነት፡ ብዙሕ ከይተገደስካ ኣብ ከባቢ ክሊ ልዳትካ ብምኽያን ምጽዋት እዩ። ኣብዚ ጹብለልታ ጸወታ ኣይገድስን እዩ። ይከላኸል፡ ድሕሪኡ ድማ ሃንደበት መጥቃዕቲ ብምኪያድ ንምዕዋት ምጽዓር እዩ። እቲ ካልኣይ፡ ብዙሕ ዕድል ንምፍጣር ኩዕሶ ምሳኻ ምህላው ዝብል እዩ። ሙብዛሕቲኦም እዛ ዳሕረወይቲ ይትግብርዋ እዮም። ምኽንያቱ፡ ኣብዚ ሕጂ እዋን ኩዕሶ 'ቢዝነስ' ኮይኑ ኣሎ። ውጽኢት ጥራይ ዘይኮነ፡ ተመስጦ ምፍጣር እውን ኣብ ፊናንሳዊ ጉዕዞ ናይ ሓንቲ ክለብ ኣዝዩ ሓጋዚ እዩ። ደገፍቲ ብምውሳኽ መሸጣ ትኬት ምዕባይ ይከኣል። እዚ ተምሳጥ ንምፍጣር እዩ። 'ፕረሲን ፉት ቦል' ጸቒጥካ ምጽዋት ዶ ንበሎ፡ ኣዝዩ ኣህላኺ እዩ። እታ ጋንታ ክኢላታት ተጻወትቲ ክህልዉዋ ግድን እዩ። ብተወሳኺ፡ ናይ ተጻወትቲ ምልውዋጥ ስለዘሎ፡፡ ኣብ ገለ እዋን ንዝተጠቕመትሎም ተጻወትቲ ናብ ካልእ ክሉብ እናሰጋገርካን ሓደሽቲን ብዙሕ ዘይሃለኹን ተጻዋታይ ምእታው ግድን እዩ። ስለዚ ለውጢ የድሊ'ዩ። ሓደ ካብኦም ነዚ ፍልስፍና ዝጥቀም ኣሰልጣኒ ማንቸስተር ሲቲ - ጓርድዮላ እዩ። ሊቨርፑል ማን ሲቲ፡ ሕጂ ድማ ቸልሲ ነዚ ፍልስፍና የተግብራ ኣለዋ። ህርመት ጸወታ ስለዝዓቢ፡ ንተዓዛቢ መሳጢ እዩ፡ ግን ከኣ ንተጻወትቲ ኣዝዩ ኣህላኺ እዩ። ገንዘብ ዝሓትት እውን እዩ። ኣብ ምምዕባል ዘለዋ ጋንታታት ነዚ ክጻወት ኣይመርጻን እየን። ምኽንያቱ ልዑል ገንዘብ ከምኡ እውን ሓደስቲ ተጻወትቲ ስለዝሓተን።

**◆ ናብዚ ሞያ ንምእታው ዝደፋፍኣካ ወይ እውን ኣርኣያ ዝኾነካ መን እዩ?**

ብርሃን ረዘን እዩ። ብርሃን፡ ዓበይቲን ረዘንቲን መልእኽታታት እናሃበ ናብዚ ደረጃ ዘኣንፈተኒ ሰብ እዩ።

**◆ ብደረጃ ዓለም፡ ናይ መን ኣብነት ይምስጠካ?**

ኣብ ምሕደራ ወይ እውን ናይ ክለብ ማኔጅመንት፡ ናይ ፈርጉሰን መጽሓፍ ትምስጠኒ። ብኣጻዋውታ ደረጃ ግና ናይ ጓርድዮላ ባህ ይብለኒ።

**◆ ኣብ እዋን ንእስነትካ፡ ዝምስጠካ ዝነበረ ተጻዋታይ?**

ብኣጻዋውታኡ ዝምስጠኒ ዝነበረ ሚኪኤል 'ቡን' ተጻዋታይ ቀይሕ ባሕሪ ዝነበረ እዩ። ንሱ፡ ኣብ ጺጋማይ ሸነኽ መስመር ምክልኻል እዩ ዝጻወት። ኣነ እውን ዓኼል (ጺጋማይ) ብምዃነን ናቲ ቅዲ ክትግብር እፍትን ነይረ።

**◆ ናይ መን ደጋፊ ኢኻ?**

ማንቸስተር ዩናይትድ

**◆ ካብ ክለባት ኤርትራ`ኺ..**

ዳይሬክተር ስለዝለኹ መልሲ የብለይን።

**◆ንመንእሰያት ዘሎካ ምዕዶ ወይ እውን መልእኽቲ?**

መንእሰይ ኣብ ጸወታ ኩዕሶ እግሪ ክኹስኮስን ንሃገሩ እጃሙ ከበርክትን፡ ናይ ዓዱን ሕብረተሰብን ክብርታት ክፈልጥ ኣለዎ። ካብዚ ድማ እዩ እቲ ፍልስፍና ዝብገስ። ናትና ክብርታት፡ ብዘጋጥመካ ብድሆታት ከይተሰናኸልካ ናብ ጺጋታት ምምጻእ እዩ። ርሑቕ ከይከድና፡ ገድላዊ ጉዕዞና እውን ነዚ እዩ ዘረጋግጽ። እዚ የብለይን፡ ነዚ ኣይክእልን ከይበልካ፡ ብብድሆታት ከይተሰናኸልካ፡ መፍትሒ ንምምጻእ ምጽዓር እዩ። ናብ ጸወታ ኩዕሶ እግሪ ምስ እንመጽእ፡ ንሕና ኣካላዊ ብቕዓት የብልናን። ኣካላዊ ብቕዓት የብልናን ኢልና ግና ካብ ጸወታ ክንወጽእ ኣይግብኣን። ኣብ ፈጠራውነትን ጥበብን ኣድሂብና ክንሰርሕ ካልእ ምርጫ ኣለና። ብሓጺሩ፡ ንጸገምና ንጎድኒ ገዲፍና፡ ካልእ ጺጋታት ንምንዳይ ምብልሓት እዩ። ኣብ ናይ ጸወታ ሜዳ ኸኣ ፡ ኣካኣዊ ብቕዓት የብለይን ከይበልካ፡ ንዘሎካ ጥበብ ናብ ውጽኢት ምቕያር እዩ።

**ኣዝየ አመስግነካ!**




# ሮ ና ል ዶ

"ነዚ ተጻዋታይ'ዚ ኪንዮ ምምስጋን፡ እንታይ ከምዝብል ሕርብት እዩ ዝብለኒ። ናይ'ዛ ፕላኔት ብሉጽ ተጻዋታይ ኩዕሶ እግሪ እዩ። ካብ መሲ፡ ካካን ካልኦትን ይበልጽ። ሽቶ ምምዝጋብ ዘይጽገም፡ ኩዕሶ ብቕልጡፍ ንኹብኩን፡ ኣካላዊ ምንቅስቓስ ዘየቋርጽ፡ ብውጥን ዝጓዓዝ፡ ንዝተሰሞ ከይዓመመ ዘየዕርፍ ተጻዋታይ እዩ። ስታስቲካዊ ጸብጻባቱ ምስ ዝዕዘብ ድማ መመሊሰ እግረም። ኩሉ ግዜ ኣብ ክሊ ልዳት ኣንጻር ጋንታኡ ይርከብ። ሕጂ ድማ ኣብ ታሪኽ ኩዕሶ እግሪ ዓለም ልዕሊ 800 ሽቶታት ብምምዝጋብ ሓድሽ ምዕራፍ ከፊቱ። ኮታ ድንቂ ብቕዓት ዘለዎ ተጻዋታይ" ኣሰልጣኒ ማን ዩናይትድ ዝነበረ ሰር ኣሌክስ ፈርጉሰን ብዛዕባ ክርስትያኖ ሮናልዶ ዝተዛረቦ እዩ።

**እዋን ቁልዕነት . . .**

ኣዳላዊት መግቢ ማርያ ዶሌርስ ስፒኖላ ዶስ ሳንቶስ ዳ ኣቬሮን ኮስኳሳይ ተኸሊ ጆስ ደኒስ ኣቬሮን ነዚ ኣብ ታሪኽ ጸወታ ኩዕሶ እግሪ ከም ላህመት ጸብለል ክብል ንዝኽኣለ ተጻዋታይ፡ ለካቲት 1985 ኣብ ፎንቻል ማዴራ ሳንቶ ኣንቶንዮ ናይ ፖርቱጋል ወለዱ። ኣቦኡ ደኒስ ኣቬሮን ኣብቲ እዋን ብጥበባዊ ስርሓት ተዋስኣይ ሮናልድ ሬገን (ድሒሩ ፕረዚደንት ኣመሪካ ኮይኑ'ዩ) ይምስጥ ብምንባሩ፡ ንወዱ 'ሮናልዶ' ዝብል ስም ሃበ - ሮናልዶ - ካብ ፎንቻል ማዴራ ክሳብ ኦልድትራፎርድ።

ብእንዳኣዲኡ ካብ ደቡብ ኣፍሪቃ ኬፕ ቨርደ ዝውለድ ሮናልዶ፡ ምስ ሓደ ሓዉን ክልተ ኣሕዋቱን'ዩ ኣብ ሓንቲ ዝኽፍላ መንበሪ ገዛኡ ህይወት ናይ ቁልዕነት ዕድሚኡ ኣሕሊፉ። ወዲ 14 ዓመት ምስ ኣኸለ፡ ምስ መምህሩ ዝተጓራፈጠን ብዝፈጸሞ ጉድለት ዲስፕሊን ድማ ካብ ቤት ትምህርቲ ዝተባረረን ሮናልዶ፡ ካብቲ ከርፋሕ ድኽነት ከወጽኡ ንዝኽእል ኢሉ ንዝኣመነሉ ሞያ ጸወታ ኩዕሶ እግሪ ምሉእ ግዚኡ ክህብ ወሰነ። ናብ ኣካዳሚ ስፖርቲን እውን ተጸንበረ። እንተኾነ፡ ወዲ 15 ምስ ኮነ ካብ ጸወታ ኩዕሶ እግሪ ክባተኽ ዘኽእል ሕማም ልቢ ገጠሞ። ብውሳነ ኣዲኡ፡ ብጨረር ዝተደገፈ መብጣሕቲ ልቢ ብምኽያድ ናብ ጸወታ ኩዕሶ እግሪ ተመልሰ።

**ክብረወሰን ብዝሒ ሽቶታት**

ዋንጫ ዓለም ሰለስተ ግዜ ብምልዓሉ መወዳድርቲ ዘይተረኽቦ ብራዚላዊ ፔለ፡ ኣብ ናይ ጸወታ ግዚኡ ልዕሊ 1283 ሽቶታት ዘቑጸረ ተጻዋታይ ምዃኑ ይንገር። ወዲ ዓዱ ሮማርዮ እውን "ልዕሊ 1000 ኮዓሳሱ ኣብ ሰኪዔት ጸምቢረ እየ" ይብል። ብተመሳሳሊ ኣብ ትሕቲ ቼኮዝሎቫኪያ ይጻወት ዝነበረ ጆሴፍ ቢካን ዝተባህለ ተጻዋታይ እውን ልዕሊ 1100 ሽቶታት ምምዝጋቡ ይዝንቶ።እንተኾነ፡ ኩሎም ተጻወትቲ ኣብ ታሪኾም ወናማት ምንባሮም እኳ እንተተመስከረ፡ ኣብ ወግዓዊን ምዝጉብን ዝኾነ ጸወታታት ንዘቑጸርዎ ብዝሒ ሽቶታት ዝገልጽ ሰነድ ምስ ዝግንጸል ግና ልዕሊ 700 ክመጽእ ኣይከኣለን። ላዕለዋይ ተጻዋዒ ኩዕሶ እግሪ ዓለም - ፊፋ፡ ኣብ ወግዓዊ ጸወታታት ብብዝሒ ሽቶታት ክብረወሰን ሒዙ ዘሎ ሮናልዶ ጥራይ ምዃኑ ድማ ብወግዒ ይሕብር።



ምስ ክለብ ስፖርቲን ሊዝበን ይነጥፍ ኣብ ዝነበረሉ እዋን ኣብ 2002 ኣብ ራዳር ኣርሰን ቨንገር ዝኣተወሰ ሮናልዶ፡ ናብ ሊቨርፑል ከቕንዓሉ ዝኽእል ዕድላት እውን ነይርዎ። ኣብ መንጎ ግና፡ ኣተኩሮ ኣሌክስ ፈርጉሰንን ማንቸስተር ዩናይትድን ረኸበ። ኣብ 2003፡ ስፖርቲን ሊዝበን ንማንቸስተር ዩናይትድ ኣብ ስታድዮም ጆዚ ኣልቫርዳ 3ብ1 ኣብ ዝሰዓረትሉ፡ ሮናልዶ ድንቂ ብቕዓት ብምርኣዩ ማንቸስተራውያን ነዚኢ ተጻዋታይ ናብ ሜዳ ኦልድትራፎርድ ከግዕዝዎ ወሰኑ። ኣብ ዓመተ ስፖርት 2003/'04 ማንቸስተር ዩናይትድ ብ12.24 ሚልዮን ፓውንድ እግሩ ኣብ ኦልድትራፎርድ ኣንበረ። ከም ጆርጅ ቤስት፡ ብርያን ሮብሰን፡ ኤሪክ ካንቶና፡ ዴቪድ ቤክሃምን ካልኦትን ስሞም ንዝኾልዐላ ቁጽሪ ማልያ 7 ወደየ። ፈለማ፡ ሮናልዶ ኣብ ስፖርቲን ሊዝበን ይወድያ ንዝነበረ ቁጽሪ 28 ማልያ መሪጹ እኳ እንተነበረ፡ ፈርጉሰን ግና ቁጽሪ 7 ማልያ ከወዲ ድፍኢት ገበረሉ። ነዛ ቁጽሪ ድማ ክሳብ ለይቲ ሎሚ ኣብ ዝባኑ ብምግባር፡ ኪንዮ መለለይኡ 'ሲኣር 7' ናብ ዝብል ምልክት ንግድ ክቕይራ ክኢሉ ኣሎ።

ንስፖርቲን ሊዝበን ሓሙሽተ ሽቶታት ብምብርካት ናብ ማን ዩናይትድ ዝተሰጋገረ ሮናልዶ፡ ኣብ ሜዳ ኦልድትራፎርድ ካብ 2003 ክሳብ 2009 ከምኡ ድማ ዳግማይ ናብ ዓዲ እንግሊዝ ኣብ ዝተመልሰሉ ብሓፈሻ 130 ሽቶታት (መጽሔት መንእሰይ ንሕትመት ክሳብ ትበጽሕ) ከመዝገብ ክኢሉ እዩ። ምስቲ ኣብ ሪያል ማድሪድ ዘቑጸሮ 450 ሽቶታት፡ ብማልያ ጁቬንቱስ ዘመዝገቦ 101 ሽቶታት ብተወሳኺ ንሃገራዊት ጋንታ ፖርቱጋል ዘበርከቶ 115 ሽቶታት ተደሚሩ እነሆ ልዕሊ 800 ሽቶታት ዘቑጸረ ተጻዋታይ ኮይኑ ኣብ ታሪኽ ክሰፍር

ክኢሉ ኣሎ።

**ርእሰ ማል ሮናልዶ**

ካብ ናይ ክንፊ ተጻዋታይ ኣብ ውጹእ ኣጥቃዒ ዝተሰጋገረን ሓሙሽተ ግዜ ድማ ተሸላሚ ባሎን ዲ ኦር ዝኾነን ሮናልዶ፡ ሓደ ካብቶም ልዑል ርእሰ ማል ዘለዎም ስፖርታውያን ዓለምና እዩ። ኣብ ዝሓለፈ ጥቅምቲ ዝወጸ ፋይናንሳዊ ጸብጻብ ከም ዝሕብሮ፡ ሮናልዶ ልዕሊ ሓደ ቢልዮን ርእሰ ማል ከምዘለዎ ይግለጽ። ሮናልዶ፡ ኣብዚ ሕጂ እዋን ካብ ማንቸስተር ዩናይትድ 23 ሚልዮን ፓውንድ ዓመታዊ መሃያ ይቕበል። እዚ ማለት፡ ኣብ መዓልቲ 88,461 ፓውንድ ወይ እውን 3.071 ፓውንድ ኣብ ካልኢት እዩ። ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢታት ልዕሊ 500 ሚልዮን ሰዓብቲ ዘለውዎ ሮናልዶ፡ ክልተ ናይ ውልቂ ነፈርቲ ኣለዉዎ።

ኣብ ኣመጋግባ ልዑል ኣተኩሮ ዝገብርን ስሩዕን ዝተጸንዐን ኣካላዊ ምንቅስቓስ ዘካይድን ሮናልዶ፡ ምስ ኮካ ኮላ ካምፓኒ ተጓሪፈጡ ነይሩ'ዩ። ሮናልዶ ንቃለመሕትት ኣብ ዝተዓደመሉ መድረኽ፡ ኣብ ቅድሚኡ ንዝነበረ ኮካ ኮላ ካብ ቅድሚኡ ብምልጋስን ብምሕሳምን፡ 'ማይ ስተዩ' ብምባሉ ነቲ ካምፓኒ ናይ 4 ቢልዮን ዶላር ክሳራ ከስዕበሉ ክኢሉ እዩ።

# ዝቐልጠፈት ቀያሕ ካርድ



ኣብ እዋን ጸወታ፡ ዝበደለ ተጻዋታይ፡ ክመዓድ፡ መጠንቀቕታ ክወሃቦ ከምኡ እውን ክቕጻዕ ልሙድ ተርእዮ እዩ። እዚ ውሳነ'ዚ ግና ደቓይቕ ምስ ወሰደ እዩ። ኣብ ውሽጢ ክልተ ካልኢት ምጅማር ጸወታ፡ ካብ ሜዳ ዝተባረረ ተጻዋታይ ኣሎ እንተበልናኩም ከ? ቅድሚ 21 ዓመት እዩ፡ ተጻዋታይ ክለብ ክሮስ ፋርም ፓርክ ሰልቲክ ዝኾነ ሊ ቶድ፡ ጸወታ ንኽጀምር ፊስካ ኣብ ምንፋሕ ንዝነበረ ዳኛ ኣጸያፊ ጸርፊ ብምጽራፉ'ዩ ካብ ሜዳ ተባሪሩ። እቲ ውሳነ ኣብ ውሽጢ ካልኢት ዝተወሃበ ብምንባሩ ድማ ክሳብ ለይቲ ሎሚ፡ 'ዝቐልጠት ቀያሕ ካርድ' ተባሂሉ ኣብ መዛግብቲ ተሰኒዱ ኣሎ።

# ወዲ 10 ዓመት ንጉስ 'ፑሽ ኣፕ'

ወዲ 10 ዓመት ሩስያዊ ኢልማን ካድዙሙራዶቭ፡ ኣብ ውሽጢ ሰለስተ ሰዓትን ፈረቓን ብዘይምቁራጽ 5,713 ግዜ ድፍእ ክብ (ፑሽ ኣፕ) ብምስርሑ ካብ መዛኑኡ ክብረወሰን ዓለም ክጭብጥ ክኢሉ'ሎ። እዚ ሱርጉት ኣብ ዝተባህለት ዞባ ሩስያ ዝቕመጥ ቈልዓ፡ መዓልታዊ 15 ኪሎሜተር ዝሸፍን በዳሂ ጉያ የካይድ። ቅድሚ ሕጂ፡ ኣብ ርእሲ ከተማ ቸቸንያ - ግሮዝኒ ዝቕመጥ ቈልዓ 4,784 'ፑሽ ኣፕ' ብምስራሕ ነቲ ክብረወሰን ሒዝዎ ምንባሩ መዛግብቲ ይሕብሩ።

# ዓቢ ስዕረት

ሃገራዊት ጋንታ ኩዕሶ እግሪ ደቂ ኣንስትዮ እንግሊዝ ንግጥም መጻረዪ ዋንጫ ዓለም 2023 ንምብጻሕ ምስ ላቲቭያ ኣብ ዘካየደቶ ግጥም መጻረዪ፡ 20-ብ0 እያ ተዓዊታ። ኣብዚ ግጥምዚ ብዘይካ ሓላዊት ልዳት፡ ኩለን ተጻወትቲ ሸቶ ከመዝግባ እንከለዋ፡ ኣርባዕተ ኣባላታ ድማ ሰለስተ ሸቶታት ብምቑጻር ሃትሪክ ሰሪሐን ኣለዋ። ኣብዛ ፓላኔት፡ ብኣካላት ፊፋ ምዝጉባት ካብ ዝኾና ጸወታታት፡ ናይ ማዳጋስካር ክለባት ኣደማን ሶ ለ ኤምየመን ኣብ 2002 ዘካየዳኦ ግጥምን ብዓወት ኣደማ 149-ብ0 ዝተፈጸመን ጸወታ ክብረወሰን ገፊሕ ስዕረት ጋንታታት ኩዕሶ እግሪ ኮይኑ ተመዝጊቡ ኣሎ።



# 869 መዓልታት

ፖርቱጋላዊ ተጻዋታይ ክለብ ማንቸስተር ዩናይትድ ክርስትያኖ ሮናልዶ፡ ን 'መቐናቕንቱ' ኣርጀንቲናዊ ሊዮነል መሲ ብ869 መዓልታት ይመርሖ። ብተመሳሳሊ፡ ወዱ ንሮናልዶ፡ ንወዲ መሲ ብ869 መዓልታት ምምርሑ ኣየገርምንዶ?



## መለሳ

ኣነቓቓሒ ዛንታ

# ለካ ስምዒት'ውን ፋሕቲርካ ምንባቡ ይደሊ'ዩ!



እተን ኣብ ኣፍደገ ገዛይ ኣብ እትርከብ ገረብ ኣዕሪፈን ዝነበራ ኣዕዋፍ; ደሃየን ምስ ኣስመዓኒ'የ ካብ ድቃሰይ ተበራቢረ። ዕስራ ዓመተይ ዝረገጽኩላ ፈለሚት መዓልቲ'ያ ነይራ። ካብ ኣፍቃሪየይ ዝኾነ ህያብ ክመጸኒ ኣይተጸበኹን። ግና ገለ ፍሉይ ነገር ክዛረበኒ ተሃንጥየ ነበርኩ። ሰዓታት ምሳሕ ሓሊፉ - ድራር ከኣ ኣርኪቡ። ጆን ግና ኣይመጸን። በቃ ሃንቀውታይ; ሃንቀውታ ኮይኑ ጥራይ ተሪፉ። "እንቋዕ ናብ መበል 20 ዓመት ዕለተ-ልደትኪ ኣብቅዓኪ" ክብለኒ ኣይተቐልቀለን። ናብ ዓራተይ ከይደ ክድቅስ ፈተንኩ። ባህሪ ኣፍቃሪየይ ግና ድቃስ ክህበኒ ኣይከኣለን። 'ትማል ዘቖሓረኒ ከይኣኽሎስ ሎሚ ኸኣ!' ብሕዙን መንፈስ ነቲ ትማል ዝተዛራረብናዮ እናዘከርኩ ኣስተንተንኩ። ትማሊ ምሸት፥

"ጆኒ... ኣብ ሲነማ ጽብቕቲ ፊልም ትረአ ኣላ'ሞ... ሓቢርና እንተ ንኸይድ ከመይ 'መስለካ?" ጽቡቕ መልሲ ክሰምዕ እናተሃንጠኹ ዝሓተትክዎ'ዩ።

"ኣይጥዕመንን'ዩ!" ሓጺር መልሲ ሃበኒ። ኣቐንዛዊ መልሲ! ወትሩ ብኸምዚ ኢና ንፈላለ።

ብፍቕሪ ካብ እንቕኑረን ኣዋርሕ ሓሊፉ። ካብ ግዜ ቁልዕነትና ብሓባር ዝዓበና ኢና። ክሳዕ'ታ ናብ ለይታዊ ትልሂት ንኸደላ መዓልቲ ሕውነታዊ ፍቕሪ ጥራይ'ዩ ነይሩና።

ኣብ'ታ ዝሑል መዚቃ ዝፍነወላ ዝነበረ ምሸት ግና ኣብ ደረቱ ጠቢቐ ኣብ ፍቕራዊ ሕልሚ ተንሳፈፍኩ። ንሱ'ውን ካብ ነብሱ ክለቅቐ ኣይደለየንን። ክንዮ'ዛ ፍጻመ ዋላ ሓንቲ ቃል ኣይተለዋወጥናን። ከም ፍቑራት ግና ተጠማማሚትና። ንዓይ፣ እቲ እንኮ ፍቕሪ ዝመጠኹሉ ወዲ'ዩ። ኣነ ንዕኡ ግና....

ኣብ ቅድመይ ምስ ብዙሓት ደቀ'ንስትዮ'ዩ ዝላለ። ንስምዒታተይ ዘይተረድኣለይ ኢለ ብሕርቃን ክትኮስ እደሊ። ካልእ ይትረፍ እታ 'ኣፍቅረኪ'የ' እትብል ቃል'ውን ካብ ልሳኑ ወጺኣ ኣይትፈልጥን። መዓልቲ ፍቕርናን ካልእ ጽንበላትን ከነኽብር ኣብ ዝደልየሉ እዋን ሳሕቲ'ዩ ዝጥዕሞ።

ኣብ'ተን እንራኸበለን መዓልትታት፣ ክንፈላለ እንከለና ወትሩ ባምቡላ ይህበኒ - ስግንጢር ዝኾነ ባህሪ። ጓል ዓሰርተ ትሽዓተ ዓመት ክነሰይ ከም ቈልዓ ባምቡላ ሂቡ የፋንወኒ። ከምዚ ክገብር እንከሎ ሓንቲ ኣይብሎ'ንየ። ባምቡላይ ተቐቢለ ጥራይ ገዛይ እኣቱ።

1, 2, 3... 400 መዓልታት እናተተኻኸአ ሓሊፉ። ካብ ልሳን ጆን ናይ ፍቕሪ ቃላት ኪወጽእ ኣይከኣለን። ኣእዳወ ግና ኣብ ዝተራኸብናለን መዓልታት ባምቡላ የቐብላኒ። ባምቡላይ ተቐቢለ መደቀሲ ክፍለይ ምስ ኣተኹ፣ ነታ ባምቡላ ኣብ ኣርማድዮ ደርብየ ናብ ዓራት ብኸብደይ ይወድቕሞ፣ ጫጭ ኢለ እበኪ። ልበይ ከኣ ሕነኣ ትፈድየሉ መዓልቲ ክትመጻ ትምነ።

ብተደጋጋሚ ትድውል ዝነበረት ቴለፎን'ያ ካብ ሓሳበይ ኣበራቢራትኒ። ሰዓት ምስ ተመልከትኩ፣ ሰዓት 2፡00 ወጋሕታ ኾይኑ!

"ሃለው!" ለዓት ቴለፎን ኣልዒለ ብዝባዕዘዘ ድምጺ ተዛረብኩ።

"ሃለው... ጆን'የ!" ምስ በለኒ፣ እቲ ብጓሂ በርበረ መሲሉ ዝወዓለ ገጸይ ብሓጐስ በርሀ።

"ሰላም ጆኒ... ከመ..."

"ኣብ ኣፍደገ ገዛኹም'የ ዘለኹ። ክትመጽኒ'ዶ ምኸኣልኪ?" ዘረባይ ኮሊፉ ሓተተኒ።

"ሕራይ እመጽእ ኣለኹ!" ታሕጓስ ንልበይ መልኦ። ጆኒ ምስ'ቶም ከዋኽብቲ፣ ሰብ ኣብ ዘይዛውነሉ እዋን ንጸልማት ኣብሪሁ ክጸንሓኒ ተሃንጠኹ። ካብ መደቀሲየይ ወጺአ፣ ብጉያ ኣብ ኣፍደገ ገዛይ በጻሕኩ።

"ሃይ ጆኒ!" በልክዎ ሓውሲ ድንን እናበልኩ።

"ሃይ.. እ... እዚኣ ትማሊ ስለ ዘይጠዓመኒ ይቕሬታ ኣይመጻእኩን። ሕጂ ኸኣ ኣብ ክንዲ ትማል'የ ክህበኪ መጺአ" ብምባል ባምቡላ ኣቐበለኒ። ዝብሎ ጠፊኡኒ ተዓኒደ ጠመትክዎ። በዚ ኹሉ ቁሪ፣ ባምቡላ ክህበኒ ካብ ዝመጽእ 'ኣፍቕረኪ'የ!' ትብል ቃል እንተዘስመዓኒ ክንደይ መድነቕክዎ። እቲ ተስፋ ረኺቡ ዝነበረ ገጸይ ብሓንሳእ ጸልመተ። 'ባምቡላ... ባምቡላ... ባምቡላ" ብውሽጠይ ኣኩማሳዕክዎ። ናይ ሎሚ ባምቡላ ካብ'ተን ካልኦት ዝተፈልየት - ኣዝያ ዓባይ ባንቡላ!

"ደሓን ሕደሪ" ጆን ሕቖኡ ሂቡኒ መገዱ

ፈለም። እንታይ ዝበለ ስጊንጥርንትዩ!

"ጆን..." ካብ ሓሳብ ተበራቢረ ተደሃኽዎ። ድሮ ካብ ገዛይ ኣብ ዝተፈንተተ ጽርግያ በጺሑ ነይሩ። ቅልጥፍ ቅልጥፍ እናበልኩ ናብኡ ገጸይ ሰጕምኩ።

"ጆን ሎሚ'ኳ ዕለተ ልደተይ'ዩ... ገለ'ባ በለኒ! ከም ተፍቅረኒ'ባ ግለጸለይ! ኣዝየየ ዘፍቅረካ! በጃኻ ከም እተፍቅረኒ ግለጸለይ!" ብሓውሲ ልመናየ ዝዛረቦ ነይረ።

ጆን፡ ቀው ኢሉ ጥራይ ጠመተኒ።

"ጽባሕ ክመጽእ'የ። ብሩኽ ምሸት!" ኢሉኒ ተበገሰ። ሕርቃነይ ከም ሓዊ ከቃጽለኒ ጀመረ።

"እንታይ ክትገብር... ባምቡላ ክትህበኒ!" ኸኣ በልክዎ ቁጥዕ ኢለ።

ጆን ንድሕሪት ገጹ ግልጽ ኢሉ፡ "ኣባኺ ዘሎኒ ፍቕሪ ብቓላት ዝግለጽ ኣይኮነን። ብቐሊሉ ካብ ልሳነይ ክወጽእ ኣይክእልንዩ!" ብምባል ጽርግያ ብምስጋር መገዱ ቀጸለ።

መልሱን ኣገባብ ኣመላልሳኡን ቅጭ ኣምጽኣለይ። ንኺጥብረኒ ኢሉ ዝዛረብ ዘሎ ኮይኑ ተሰምዓኒ። ብዓውታ ኸኣ "በል ክትፈልጥ ድሕሪ ሕጂ ንስኻ ኣይተድልየኒ ባምቡላኻ ኣየድልየኒ!" ብምባል ነታ ባምቡላ ናብ'ቲ ጽርግያ ደርበኽዋ። ጆን ብዘይተጸበኽዎ ቅልጡፍ ስጉምቲ ናባይ ገጹ ቀረበ። ምናተይ ብምሓዝ ከኣ "ጽባሕ ንግሆ ዘጣዕሰኪ ኣይትግበሪ! እቲ ሓቂ ክገልጸልኪ ምሽ ጸኒሓ!" በለኒ። ንብዓት ዝቘጸራ ኣዒንቱ በርበረ መሲለን ነበራ። ከምዚ ኮይኑ ርእየዮ ኣይፍልጥን። እንተኾነ ዝተዛረብክዎ ክቕይሮ ከበደኒ። ሕቖይ ሂበዮ ኣንፈተይ ንገዛይ ገበርኩ።

ጆን ነታ ዝደርበኽዋ ባንቡላ ከልዕላ ናብ'ቲ ጽርግያ ገጹ ሰጎመ። ድምጺ መኪና ምስ ሰማዕኩ፡ ናብ'ቲ ጆን ዝነበሮ ኣንፈት ጠመትኩ።

"ጆን... ተኣለ... ጆን... ጆ..." ጎረሮይ ክሳብ ዝልሕትት ጨደርኩ። ጆን ግና ኣይሰመዓንን ወይ'ውን ክሰምዓኒ ኣይመረጸን። ኑብሰይ ናብ በረድ ክቕየር እንክሎ እፍለጠኒ። ብድሕር'ዚ ግና...

ምስ ተበራበርኩ፡ እታ ነርስ ናባይ ገጻ ክትመጽእ ተዓዚበክዋ። "ጆንኪ...?" ሓተትክዋ ቅልጥፍ ኢለ። "ጆን... መን ጆን?" ተመሊሳ ሓተተትኒ። "...እንድዒ ጆን መንግሞ ክብለኪ'የ! ጆኒ... ጆን እቲ ማኪና ዝተሃረመ!" በልክዋ ሓውዩ ክትብለኒ እናተመነኹ።

እታ ነርስ ዋላ ሓንቲ ቃል ኣየውጽአትን። ኣዒንታ ካብ ኣዒንተይ ንኽትክውለን ናብ ታሕቲ ገጻ ጠመተት። ናብ'ቲ ዝነበርክዎ ዓራት ብምቕራብ ከኣ ኣእዳወይ ጨበጠትኒ። ሕማቕ ነገር ንኸይተሰምዓኒ ናብ ፈጣሪ ተማህለልኩ። ካብ ዝፈራሕክዎ ግን ኣይወጻእኩን። "ይቕሬታ ... እ... ጆን ዓሪፉ'ዩ" በለትኒ ህድእ ኢላ። "ፍጹም ዘይከውንዩ ብፍጹም ዘይ... ኡ...ይ!!!" እናጨደርኩ ነቲ ኣብ ኣእዳወይ ዝነበረ ናይ ሓይሊ ኢንፍዩጅን ከምዝሕቐ ጀመርኩ። እታ ነርስ ናባይ ቀሪባ መደንዘዚ ከም ዝወግኣትኒ እዝከረኒ። ብድሕር'ዚ ግና ንኽልተ ወርሒ ኣይጽልልቲ ኣይጥዕይቲ ኮይነ ብቑዘማ ኣሕለፍክወን።

ካብ ሆስፒታል ምስ ወጻእኩ ናብ መደቀሲ ክፍለይ ኣተኹ። ነተን ጆን ብበዓለቱ ዝሃበኒ ባምቡላታት ካብ ኣርማድዮይ ብምውጻእ፡ ኣብ ዓራተይ ኮይነ ክቈጽረን ጀመርኩ።

"ሓደ... ክልተ... ሰለስተ..." ልሳነይ ቁጽሪ ባንቡላታት ኣድመጸ - ኣዒንተይ ከኣ ንብዓት። ቁጽሪ ባምቡላታት እናበዝሐ ክኸይድ እንክሎ ጓሂየይ ከኣ መመሊሱ ይዓቢ። ኣብ'ታ ጽምዋ ዝወሓጣ መደቀሲተይ ከኣ ብዓውታ ክበኪ ጀመርኩ።

ንሓንቲ ካብ'ተን ባምቡላታት ኣልዒለ ብሕርቃን ኣእዳወይ ዓሚኸ፡ ከብዳ ሃሪምክዋ። ሃንደበት "ኣፍቅረኪ'የ" እትብል ቃል ሰሚዐ ነታ ባምቡላ ደርበኽዋ። ጸኒሐ ካልእ ባንቡላ ብምልዓል ጠወቕክዋ። ንሳ'ውን ብተመሳሳሊ 'ኣፍቅረኪ'የ!' እትብል ቃል ኣስመዓትኒ። "ዘይእመንዩ! ዘይእመን!" በልኩ ብዓውታ። ንኹለን'ተን ባምቡላታት ከኣ ሓደ ድሕሪ ሓደ ክብደን ጸቕጥክወን።

'ኣፍቅረኪ'የ'

'ኣፍቅረኪ'የ...'

ኩለን 'ኣፍቅረኪ'የ' ብዝብል ቴፕ ተመሊኣን ነይረን።

"ንምንታይ? ንምንታይ ማዕረ ክንድ'ዚ ከም ዘፍቅረኒ ዘይተረዳእኩሉ?" ንኑብሰይ ደጋጊመ ሓተትክዋ። ነታ ናይ መወዳእታ ዓባይ ባምቡላ ኣልዒለ ምስ ጸቐጥክዋ፡ ነቲ ዝፈትዎ ድምጺ ጆን ክሰምዕ ጀመርኩ።

"ፍትውተይ... ሎሚ መዓልቲ ዕለተ-ልደትኪ'ዩ። ብፍቕሪ 486 መዓልታት ተጓዒዝና። ገጽኪ ምርኣይ ንዓይ፡ ልክዕ ከምቲ ናብ ምልኣት ዝመጸት ጸሓይ ምጥማትዩ። ...ፍሽኽታኺ.... ቆላሕታኺ.... ኩለንትናኺ ክዕዘብ ኣመና ኣሸግረኒ። ዘለኒ ሕፍረት ገጽኪ እናጠመትኩ ፍቕረይ ንኽገልጸልኪ ዓጊቱኒ። ንዓኺ ዝገልጹ ቃላት ዝሰኣንኩ እመስለኒ።

ኩሉ ሳዕ ድሕሪ ምርኻብና ገዛ ከይደ ኣብ ቴፕ 'ኣፍቕረኪ'የ' ብምባል እመልእ'ሞ፡ ኣብ ባምቡላ ኣእትየ እህበኪ። ኣብ ጎድንኺ ኮይነ ከም ዘፍቅረኪ ክገልጸልኪ ዘይምኽኣለይ ደጋጊመ ይቕሬታ እብለኪ! ዋላ'ውን ኣመና ሓፋር ይኹን ክሳዕ መወዳእታ ህይወተይ ከም ዘፍቅረኪ ክትርድእለይ እደሊ። ብምሉእ ልበይ - ኣዝየየ ዘፍቅረኪ!!"

ኣብ'ታ ናይ መወዳእታ ባምቡላ፡ ናይ መወዳእታ ልሳን ጆን ዘድመጸኦ'የን ነይረን!

ሕፍረት ካብ ብዙሕ ነገር ክትርፈና ይኽእል'ዩ። ብውሽጥና እናደለና ሰኣን ደፈርና ምዝራብ ካብ ድሌታትና ክንንናደብ ንኽእል። ሰኣን ልሳንና ካብ ዓበይቲ ድሌታትና ንኸይንተርፍ፡ ተጠንቀቕና ንጠቕመላ!

ምንጪ፡- http://www.Inspirational-story.com



# ዘስደምመ ሓቅታት

◆ ወግዓዊ መስተ ግዝኣት ኦሃዮ ጽማቝ ኮሚደረ እዩ።

◆ ኣብ 1963 ዝተሰርሐት ፊልም Cleopatra ኣብ 2002 ኣብ ዝተኻየደ ዳህሳስ ኣብ እዋና 44 ሚልዮን ዶላር ወዲኣ። እዚ ብናይ ሕጂ መጠነ ሸርፊ ልዕሊ 340 ሚልዮን ዶላር ይበጽሕ።

◆ ሰሓቕ ጸቕጢ ንዘስዕብ ሆርሞን የነኪ፤ ሕማም ናይ ምክልኻል ዓቕሚ ድማ የሐይል።

◆ መክሲካውያን ደቀንስትዮ 15.3% ናይ ሂወተን ብሕማም የሕልፍኦ።

◆ ናይ ጁፒተር ወርሒ ጋነሚድ (Ganymede) ካብ ፕላነት ሜርኩሪ ትዓቢ።

◆ መስተውዓልቲ ሰባት ኣብ ጸጕሮም ዝያዳ ዚንክን ኮፐርን ኣለዎም።

◆ ኣብ ሃገራት ዓረብ ብብዝሒ ኣብ ዝዝውተር ጸባ ግመል ዝርከብ ኣይረን ካብ ጸባ ላም ዓሰርተ ዕጽፊ ዝዛየደ እዩ።

◆ ኣብ ፊልም ፈለማ ስዕማ እተራእየሉ፡ ኣብ ሞንጎ መይ አርዊንን ጆን ራይዝን ኮይኑ፡ ብ1896 ኣብ እተሰርሐት "The Window Jones" ኣብ ዘርእስታ እዩ።

◆ ካራተ መበቈሉ ኣብ ህንዲ ይኹን'ምበር፡ ኣብ ቻይና'ዩ ዝያዳ ማዕቢሉን ተሰሪሕሉን።

◆ ኣብ ኣቴንስ ግሪኽ መራሕ ማኪና



ባኞ እንተዘይገይሩን ክዳውንቱ ኣመና እንተረሲሑን ክሳዕ መምርሒ ፍቓድ ናይ ምሕዳግ ስጉምቲ ይውሰደሉ።

◆ Bluebirds ሰመያዊ ሕብሪ ኣይርእዩን።

◆ መብዛሕትኦም ሊፕስቲክ ካብ ቅርፍቲ ዓሳ (fish scale) ዝተሰርሐ'ዮም።

◆ ኣብ 1985 ኣዝዩ ዝውቱር ዓቕን ስረ 32 ነይሩ። ካብ 2003 ግና 36 ኮይኑ ኣሎ።

◆ Adidas ዝብል ስም ካብ መስራቲኡ Adolf (Adi) Dassler ዝመጸ'ዩ። ስፖርታዊ ጫማታትን ክዳውንቲን ዘፍሪ ብዕብየቱ ኣብ ኣውሮጳ ዝዐበየ ብደረጃ ዓለም ድማ ኣብ 2ይ ይስራዕ። ቀንዲ መደበሩ ኣብ ደቡብ ምብራቕዊ ጀርመን፡ ኣብ ባቫርያ ይርከብ።




◆ ኣብ utah ኣብ ቅድሚ ሬሳ ኬንካ ምምሓል ዘይሕጋዊ እዩ ነይሩ።

◆ ኣብ 1972 ሓደ ስዊድናዊ ሰብኣይ ብዘይ ዝኾነ ደገፍ ንልዕሊ ሓሙሽተ ሰዓት ሚዛኑ ሓልዩ ብሓደ እግሩ ደው ክብል ክኢሉ።

◆ ኣብ'ዚ እዋን ኣብ ዓለም 41,806 ቋንቋታት ከም ዝዝረብ ተረጋጊጹ ኣሎ።

◆ ኣብ Pocatello, Idaho ክምስታ ሕጋዊ ኣይኮነን።

◆ ሓድ'ኳ ንኣፍሪቃዊ ሓርማዝ ዘቤታዊ ክግበር ዝኸኣለ የልቦን። ህንዳውያን ሓራምዝ ግራሕ እዮም ዘቤታዊ ከኾኑ ክኢሎም ዘለዉ።

◆ ኣብ ቻይና መረቕ እናበላዕካ ዝግበር ድምጺ ከም ጽቡቕ ነገር እዩ ዝውሰድ።

◆ ሓደ ካብ ኣርባዕተ ኣመሪካውያን ኣብ ተለቪዥን ተራእዮም ኣለዉ።

◆ ኣብ 1221 ዓ.ም ንGenghis Khan ኣብ ውሽጢ ሓደ ሰዓት ኩሉ ኣብ ከተማ Nishapur ዝነብር (60,000 ህዝቢ) ክቐትል ኣዚዛ። እቲ ትእዛዝ በዓልቤታ ምስ ተቐትለ ዝሰዓበ'ዩ።

◆ BMW ናይ መጀመርታ ሞተር ጀት ዝሰርሐ'ዩ።

◆ ካናዳ ናይ ህንዲ ቃል'ዩ። ትርጉሙ "ዓቢ ከተማ" ማለት'ዩ።

◆ ኣዲኡ ንኣዶልፍ ሂትለር ክትንጽሎ እያ ወሲና ነይራ። ሓኪማ'ዩ ኣታሪፍዋ።

◆ ኩሎም ዕምባባታት ሹሻን ንደማሙ መርዛማት እዮም።

◆ ተባዕታይ ህበይ ሓርገጽ ኪቐትል ይኽእል።

◆ ኣብርሃም ሊንከን ዝነውሐ ፕረዚደንት ኣመሪካ'ዩ። ቁመቱ 1.9 ሜትሮ ይበጽሕ።

◆ ኣብ ጃፓን ብብዝሒ ዝዝውተሩ ስማት ሳቶን ሱዙኪን (Sato and Suzuki) እዮም።

◆ ፍሉጥ ቢልዮነር Huward Hughes ሽንቱ ኣብ ዓበይቲ ጠራሙዝ ይዓቕሮ ነበረ።

◆ -40 ዲግሪ ሰልስየስ (celsius) ምስ -40 ፋረንሀይት (Fahrenheit) ማዕረ እዩ።

# ወግዒ ምስ ካርቱናት ግላስበርገን




‘ንኣይ ዓለመይ ኢኺ’ ክትበለኒ ከሎኻስ ፡
ኣየናይ ክፋል ዓለምና ማለትካ እዩ?




ኩሉ ግዜ ሰዓት ክልተ ናይ ለይቲ ተተሲእና’ሞ ነዛ
ድሙና ንመግባ ፡ እቲ ስሩሕ ባህ ዘብል ኮይኑ እንተ
ረኺብናዮ ፡ ብዛዕባ ምውላድ ቈልዓ ሽዑ ንሓስበሉ!




ንዓ ሕድገት ንግበር... ንስኻ ዝበልኩኻ ትገብር! ኣነ
ድማ ዝገበርካዮ እብል!




በቲ ናይ መርዓ መደብ ክንሰምማዕ ኣይክኣልናን ፤ ኣነ
ብዕምባባታት ኣሰንየ ገፊሕ ናይ ቤተክርስትያን ጽንብል
ክገብር ክሓስብ ከለኹ ፣ ንሱ ግና ንሓብተይ ክቈጽሮ
ጀሚሩ ኣሎ!




ክንሰማማዕ ስለ ዘይክኣልና ኢና ዕርክነትና
ኣቋሪጽናዮ ። ምኽንያቱ ንሱ ዘትክኽ ሰብ እዩ ፣
ኣነ ግና ዘስተንፍስ እየ!




ከመይ ጌርኪ ኢኺ ‘ፎቕሪ ዘይርድኣካ ሰብ ኢኻ’
ትብልኒ ። ንኣብነት ትማል ዕምባባ ክገዝኣልኪ
ሓሲበ ነይረ ።

# 10 ኣዛነይቲ ሕቶታት

## ንኮመድያን ዮናስ ማሕረትኣብ (ማይናስ)

1. ጥበብ ክትጅምር ከለኻ ተመኒኻ ዝረኸብካዮን ዘይረኸብካዮን ክትገልጸልና

**# ሳክስፎን ክጻወትን ኮሜድያን ክኸውንን ተመንየ ነይረ፡ ንሰን ድማ ረኺበየን። ተቓዳዳማይ ብሸክለታ ክኸውን ሓሲበ፡ ፈቲነ፡ ግን ኣይሰለጠንን።**

2. ኮሜድያን ኢኻ፡ ፍጹም ከይሰሓቕካን ከየስሓቕካን ክትውዕል ትጽዛዝ `ተዘወሃቦካ ብምንታይ መሕለፍካዮ?

**# እንድዒ ሓሲበሉ ኣይፈልጥን'የ። ምናልባት ዶ ምስ ውሽጠይ ምሰሓቕኩ። ግን ምስ ኣጋጠመኒ ክነግረካ ይሕሸኒ።**

3. ክትቀጣዕን ክትሕጐስን ከለኻ መን ይርኣየካ?

**# ረቢ**



4. ክልተ ኻብ ዓለም ክጠፍኡ ኣለዎም ትብሎም ዓይነት ሰባት?

**# ሓሳውን ጩካንን**

5. ናይ መወዳእታ ክትረአ እትብህግ ነገር እንታይዩ?

**# ጠፈር። ካብ ላዕሊ ብፓራሹት ምውራድ ደስ እዩ ዝብለኒ። ጥራይ ኣብ እሾኽ ኣይውደቕ እምበር ኣብ ዝዓለብኩ ይዕለብ ቅጭጭ ኣይብለንን`ዩ። ጠፈር ግን እንታይ ከም ዝመስል ክፈልጥ ደስ እብለኒ።**

6. ድሕሪ ምትካ ሽምካ ብምንታይ ክጽውዕ ትምነ?

**# ከምዛ ዝጽውዓ ዘለኹ። ግን ነፍሰሄር ትብል ብቐድሚት ከይትርስዕዋ።**

7. ካብ ሰብ ወጻኢ እንታይ ዓይነት እንስሳ ኰንካ ክትፍጠር ምደለኻ?ስለምንታይ?

**# ጤል `ተ`ይለካ ተኹላ ኽበልዓኒ`ዩ። ተኹላ `ተይለካ ዝብኢ ክንየኒ`ዩ። ዝብኢ `ተይለካ ኑብሪ ኽሳጉጎኒ`ዩ። ኑብሪ ተይለካ ኣንበሳ ከሕምቖኒ`ዩ። ኣንበሳ `ተይለካ ሓርማዝ ክጸቕጠኒ`ዩ። ሓርማዝ `ተይለካ ሰብ ክሃድነኒ'ዩ። በቓ ንስሪ ይሕሸኒ። ሰብ ኮይነ ኣብ ሰማይ ምንስፋፍ ዘይረኸብክዎ ብንስሪ እረኽቦ። ብናይ ምብራር ጸገም ተወደቕኩ ድማ ባዕሉ ፈልጥ።**




8. ሓደስ ዓለም ፍጠር ተተብሂሉ ካብዛ ዘላ ዓለም እንታይ እንታይ ምወሰድካ?

**# ዓለም ብኸባባ ምወሰድክዋ። በይና ማለተይ እየ። ሽዕኡ ብጽምዋ እንታይ ከም ተብቑልን ንመን ከም ትፈጥርን ሰቕ ኢለ ምረኣኽዋ።**

9. **ኑቲ ዝበለጸ ሰብ ሽልም ተትብሃል ንመን ምሸለምካ?**

**# ንኣደ። ዝኾነ መብርሂ ኣየድልያን`ዩ። ከም ኣደ ዝኹብርን ዝዓብን ዋለሓደ የለን።**

10. ንሓንቲ ቃል 10 ግዜ ክትደጋግማ `ተተሕተተ ነዮነይቲ ምመረጽካ?

**# ፍቕሪ**

*ኣብርሃም ዮሃንስ (ወዲዕቋር)*